# ትሕዝቶ







## ክልተ ወርሓዊት መጽሔት
## ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

ጥቅምቲ 2014 ቍ.44

መሸጢ ዋጋ ኣብ ኤርትራ ናቕፋ 10



ዋና ኣሰናዳኢ
መስፍን ገብረሂወት

ዲዛይን ገበር
መሓመድ ኢብራሂም

ስእሊ
ዮሃንስ በረኸት


ናብ'ዛ መጽሔት ክትሰዱዎ እትደልዩ ርእይቶ፡ ኣበርክቶ ይኹን ሃናጺ ነቐፌታ በዚ ዝስዕብ ኣድራሻ ክትልእኩልና ትኽእሉ።


መጽሔት "መንእሰይ"
ቁ.ሳ.ጶ 1042
ቁ.ስልኪ. 202592
ፋክስ 291-1- 125981

ዘርጋሒ መጽሔት
ቁ.ስልኪ. 200454

# ቃል ኣሰናዳኢ

ድሕሪ ናጽነት ካብ ዝተሰላሰሉ ዓበይቲ መደባት ሓደ: መደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት እዩ። ሃገራዊ ኣገልግሎት ብዙሓት ሃገራት ንዝተፈላለየ ዕላማን ብዝተፈላለየ ደረጃን ዝትግብርኦ ዓለምለኻዊ ባህሪ ዘለዎ መደብ እዩ። መደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት ኣብ ኤርትራ ልዕል'ቲ ዕዙዝ ኣበርክቶኡ ኣብ ቁጠባዊ ህንጸትን ምውሓስ ሉኣላውነትን ድልድል መላግቦ ወለዶታት ኮይኑ ዝቕጽል ዘሎ ብቕንዱ ንመንእሰያት ዘማእከለ ሃገራዊ መደብ'ዩ። ኣብ ናይ ሎሚ ሕታም መጽሔት መንእሰይ ጉዳይ ሃገራዊ ኣገልግሎት ቀንዲ ኣተኩሮ ኮይኑ ኣሎ።

ተመሃሮን መምህራንን ድሕሪ ክረምታዊ ዕረፍቲ: ናብ መኣዲ ምምሃርን ምስትምሃርን ተመሊሶም ሓድሽ ዓመት ትምህርቲ 2014/2015 ካብ ዝጀምሩ ድሮ ሰሙናት ኣቑጺሩ ኣሎ።

ትምህርቲ: ብስርዓት ዝተሃንጸ: ፍልጠትን ሞያን ዝደለበ ኣእምሮ ወኒንካ: ኣብ ሕብረተሰብ ንጡፍ ተዋሳእን ረባሕን ንምዃን: ኩሉ ሰብ: ኣውራ ድማ እቶም ኣብ ዕድመ ህንጸት-ኣእምሮ ዝርከቡ ቈልዑን መንእሰያትን ክረኽብዎ ዝግባእ ኣገዳሲ ማሕበራዊ ኣገልግሎት እዩ። ኣብዚ ዘመንዚ: ምህናጽ ሃገርን ሕብረተሰብን ማለት ዝያዳ ኹሉ ምህናጽ ፍልጠትን ጥቡብን ዝመልኸ ምዕቡል ሰብ ማለት እዩ። ብኣጋጣሚ ምጅማር ትምህርቲ: ንሕብረተሰብ ብሓፈሻ ንቶም ቈልዑን መንእሰያትን ተመሃሮ ናይ ምህናጽ ሓላፍነት ተሰኪሞም ዝርከቡ መምህራንን ወለዲን ድማ ብፍላይ እምበኣር: ኣእምሮኣዊ ጺጋ ቈልዑትናን መንእሰያትናን ከይባኽን: ተምሳል ህርኩት ሓረስታይ ሒዞም ኩሉ ዝከኣል ጻዕርታት ክገብሩ ምዝኽኻሮም እዋናዊ'ዩ።

ተመሃሮ ብግደኦም: ኣብ'ዚ ዘለናዮ ዘመን ብዘይ ትምህርቲ ክትበጽሖን ክትጭብጦን እትኽእል ዕላማ ናይ ህይወት ከምዘየለ ብዕምቈት ተገንዚቦም: ተወዳዳሪ ዓቕሚን ብቕዓትን ንኸጥርዩ ብልዑል ሓቦን ተገዳስነትን ክጽዕቱ የድሊ። ከመይሲ መኽሰብ ትምህርቲ ክልተ ገጽ ዘለዎ እዩ። ብቐዳምነት ነቲ ዝተማህረ ውልቀሰብ: ብኻልኣይ ደረጃ ድማ ንሃገርን ሕብረተሰብን። ኣብ'ዚ ዘለናዮ ዘመን ዓውለማ (ግሎባላይዘሽን) እቲ ኣብ ዝኾነ ቦታን እዋንን ህይወትካ ብልሙጽ ንኽትመርሕ ዘኽእለካ ዘይበርስ ሃብቲ: ትምህርቲን ብትምህርቲ ዝርከብ ሞያን ጥራይ እዩ። በዚ ድማ: መንእሰያት: ዕድመ ምሉእ ምስኦም ዝነብር ዘሐብንን እምብዛ ዘርብሕን ሃብቲ ንምጭባጥ ክጽዕሩ ይግባእ። ወለዲ ኸኣ: ልዕሊ ዝኾነ ካልእ ንዋይን ሃብትን: ንደቆም ክውርስዎ ዝግባእ ዘበለጸ ውርሻ ትምህርቲ ምዃኑ ተገንዚቦም: ሃምን ቀልብን ደቆም ኣብ ትምህርቲ ከምዝቐንዕ ንምግባር: ካብኦም ዝሕተት ተራ ክጻወቱ የድሊ። ጻዕሪ መንግስትን ሕብረተሰብን ምስዝወሃሃድ ድማ እዩ: ኣብ መወዳእታ ሃገራዊ ዕላማን ራእይን ዝጭበጥን ሃገር ኣብ'ቲ ኩሉ ዜጋ ዝምነዮ ደረጃ ስልጣነ እትበጽሕን። ናይ ሎሚ ሕታም መጽሔት መንእሰይ ንትምህርቲ ዝምልከት ሰፍሕ ዝበለ ትሕዝቶ ኣቕሪባ ኣላ።

ኤርትራውያን: ኣብ ቅድሚ ግሁድን ዘይግህዱን ዘባዊን ዓለማዊን ተጻብኦ ጸኒዕና ደው ክንብል ዘኽኣለና ረቛሒ: እቲ ብሓያል ሃገራዊ ሓድነትን ልዑል ሃገራዊ ፍቕርን ዝልለ ፖለቲካዊ ባህልናን ብቕዓትናን ምዃኑ ብሕልፊ እቲ ተረካቢ ሃገር ዝኾነ መንእሰይ ብዕምቈት ክግንዘቦ ዘለዎ'ዩ። ነዚ ዝትንትን ጽሑፍ'ውን ሓደ ካብ'ቶም ናይ ሎሚ ኣተኩሮ መጽሔትና እዩ።

ዓምዲ ሃበርም: ብኬሚካል ኢንጂነሪንግ ናይ ማስተርስ ዲግሪ: ብባዮሎጂካል ኢንጂነሪንግ ድማ ናይ ፒኤችዲ ማዕርግ ዘለዎ: ኣብ ጥዕና ሕብረተሰብ ልዑል ኣበርክቶ ክህልዋ ትጽቢት ዝግበረላ ናይ ዲቪዲ ላባራቶሪ ምስ ዝመሃዘ መንእሰይ ዶ/ር ኣማን ርእሶም ዝተኻየደ ዕላል ሒዛ ወጺኣ ኣላ። ኣብ ርእስ'ቲ ናይ ኤለክትሪካዊ ምህንድስና ሞያኡ: ንልዕሊ 20 ዓመታት ኣብ ዝተፈላለየ ዕዮታት ጽሑፍ ከም ጸሓፊ ፈጠራዊ ጽሑፍን ኣርታዕን ብምዃን ክነጥፍ ምስ ዝጸንሐ ደራሲ ኣኸደር ኣሕመዲን ዝተኻየደ ዕላል ድማ ኣብ ዓምዲ ባህልን ሕብረተሰብን ቀሪቡ ኣሎ።

ኣብ ፍልስፍናን ስነ-ኣእምሮን ዘቕንዐ ፈላሚ ዓምዲ "ወግዒ ብሓሳባት" ንምቑጣብን ምዝራውን ብመንጽር ባህሊ ከምኡ'ውን ንሓይሊ ሓሳባት ዝምልከቱ ክልተ ናይ ፍልስፍናን ስነ-ኣእምሮን ጽሑፋት ተኣንጊዶም ኣለዉ። ኣብ'ታ ዓምዲ ብተወሳኺ ታሪኽ ሂወት ፈላስፋ ፍረደሪክ ኤንግልስ'ውን ወጺኡ ኣሎ።

መጽሔት መንእሰይ ብተወሳኺ ኣብ'ቶም ልሙዳት ዓምድታታ ንመንእሰያትን ሕብረተሰብን ኣነቓቕሑ: እምህሩን ኣዘናግዑን'ዮም ዝበለቶም ትሕዝቶታት ሒዛ ክትወጽእ ፈቲና ኣላ። ካብ'ዚ ዘላቶ ዝያዳ ክትሕይልን ድሌት ነበብታ ብኸምቲ ዝድለ ክተዕግብን ዝያዳ ስራሕ የድልያ ምዃኑ ርዱእ ስለዝኾነ ተሳትፎ ጸሓፍቲ: ደረስትን ኣስተማቕርትን ኣይፈለያ ንብል።

# ደሃይኩም

## ስፖርትን መንእሰይን

መጽሔት መንእሰይ ወትሩ እትሕመየሉ ጉዳይ እንተሎ ስፖርት ተውሒድ ምኻና እዩ። እዚ ጉዳይ ብተደጋጋሚ ዝለዓል እዩ። ምኽንያቱ እዛ መጽሔት ንመንእሰያትን ተመሃሮን ብስፖርት ክትጸሉ ዓቢ ትጽቢት እዩ ዝግበረላ። እንተኾነ ነዚ ጉዳይ ግና ከምቲ ዝድለ ኣየድምዓትሉን ዘላ። ኣብ ገለ እዋን ንስፖርት ዝምልከት ሰፊሕ ትንተናታት ሒዛ ትወጽእ፡ ኣብ ገሊኡ ድማ ብዘይ ስፖርት ትወጽእ። ሃንደበት ግና ኣብ ናይ ወርሒ ሰነ ሕታማ፡ ብኢጋጣሚ ዋንጫ ዓለም 2014 ምሉእ ትሕዝቶኣ ንስፖርት ብምውፋይ ጸብ ኣስትያትና።

እዚ ክቕጽል እናተጸበናዮ ድማ ኣብ ናይ ወርሒ ሓምለ ሕታማ፡ ንፈውሲ ማሕላኺ ሓንቲ ናይ ስፖርት ትሕዝቶ ኣይነበራን። ስለዚ ሕጂ መንእሰይን ስፖርትን ዘይነጻጸሉ ኣካላት ምኻኖም ርዱእ ስለ ዝኾነ፡ ኣዳለውቲ መጽሔት መንእሰይ ሓደራኹም ኣቓልቦ ግበሩሉ።

ሱሌማን ኢብራሂም ካብ ከረን

## ኣዘናዪ ጽሑፋትሲ ኣይተውሕዱ ደኣ!

መጽሔትና ኣብ ዝሓለፈ ሕታማ ብዙሕ ንኡድ ጽሑፋት ኣንቢበላ። ግና ሓቂ 'ሓይሽ ቁሩብ ዕጽኽ ኢላትኒ ነይራ። ማለት እቲ መዘናዪ ጽሑፋት ውሒድ ኢልዋ ነይሩ። ብዓቢኡ ሳንዲትውን ኣይነበረን። ዝሸበርካ ኣሰናዳኢ በጃኻ ንሳንዲት፡ "ኣብ ቲቪ እንተሰኣንናካ፡ ኣብዛ መጽሔት ደሃይ ኣይተቋርጽ።" በለለይ።

ማርታ ንጉሰ ካብ ኣስመራ

## እቲ ኻልእ ገጽ ሂለን መለስ

ሂለን መለስ፡ ንፍዕቲ ድምጻዊት እምበር፡ ንፍዕቲ ተዋራቢት ወይ ገላጺት ምኻና ኣይፈልጥን ነይረ። ሂለን፡ ኣብ መጽሔት ቍ.43 ኣብ ዘካየደቶ ቃለ-መጠይቕ ግና ኣዚያ ንፍዕቲ ተዋራቢት ወይ'ውን ንፍዕቲ ገላጺት ምኻና ኣርእያትና። እንተኾነ ኣብ ውልቃዊ ህይወታ ዝርዝር ውሒዱና። ከነታት ሓዳራ፡ ደቃ... ገለ መድለየና።

ብዘኾነ፡ ሂለን ከምቲ ንፍዕቲ ድምጻዊት ምኻና ንፍዕቲ ተዋሳኢት ምኻና ኣመስኪራ እያ። ስለዚ ሓደራኺ ተዋስኦ ቀጽልዮ በሉልና። ምኽንያቱ፡ ኣብ ፊልም ራሄልን ድራማ ጥወዮ ነጸላን ዝረኣናያ ሂለን፡ ካልእ ዘይተመዛመዛ ዓቕሚ ከም ዘሎዋ እዩ ዝሕብር።

ዳናይት ሃይለ ካብ ኣስመራ

## ጉዳይ ኣብ ዘተ

ሱብ ምስ ተኣከበ ምስ ተዛተየ ቁም-ነገር ይርከብ። መጽሔት መንእሰይ ድማ ከም መኣዲ ዘተ መንእሰያት ኩይና ክተገልግል እትበቅዕ ባይታ እያ። መንእሰይ ብባህርይኡ ኣብ ኣእምሮኡ ብዙሕ ሕቶታት ዘሎዎ ክፋል ሕብረተሰብ እዩ። ስለዚ ሕቶታቱ ምስ ከምኡ መንእሰያት ክዘተየሉ ኸሎ ኣገዳሲ ሓጋዚ እዩ። እቲ ኣብ ሞንጎ ውሑዳት መንእሰያት ዝግበር ዘተ ኣብ መጽሔት እንተ ወጺኡ ድማ ኣሸሓት መንእሰያት ንኽዘተዩሉ ይዕድም ማለትዩ። ስለዚ መጽሔት መንእሰይ ዘተ መንእሰያት ክትቅጽሎ ዝግባእ ዓምዲ ጥራይ ዘይኮነስ፡ እዋናውያን ዝኾኑ ጉዳያት መንእሰያት ኣልዒላ ክትደፍኣሉ ኣለዋ እብል።

ኣስመሮም ዑቕባይ ካብ ን/ዞባ መንደፈራ

## ይመልኣዮ ኢልና...?

መጽሔት መንእሰይ ኣብ ወርሒ ግንቦት፡ ሰነን ሓምለን ብተኸታታሊ ምውጻኣ ንኣዳለውታ ሓበንዮ። እዛ ንፈትዋ መጽሔትና ናብ ወርሓዊት ተቐይራትልና ኢልና ሓጎስና ገለጽና፤ ይመልኣዮ ኢልና። እንተኾነ ኣብ ወርሒ ነሓሰ ተጸቢናያ፡ ኣይወጸትን። ኣብ ወርሒ መስከረምውን ክትወጽእ'ያ ኢልና ተኣማሚንና ተጸቢናያ ኣይወጸትን። ወርሓዊ ክትወጽእ ትኽእል ምኻና ብግብሪ ኣርእያትና ክተብቅዕ፡ ናብ ናይ ቀደማ ምምላሳ ጸቢቕ ኣይተሰምዓናንን፡ በጃኹም ኣዳለውቲ መጽሔት መንእሰይ ዝጀመርኩም ጌርኩም፡ ዋላ ገጻት ኣውሒድኩም ነዛ ብሃንቀውታ ንጽበያ መጽሔትና ወርሓዊት ግበሩልና።

ፍትሓዊት ገረዝግሄር
ኣሕምያ ኤርምያስ












# ሃገራዊ ኣገልግሎት

## ኣገልግሎት መንእሰያት ንረብሓ ሃገርን ህዝብን

"ኣብ ነንበይኑ ዙርያታት ሃገራዊ ኣገልግሎት ዝሰልጠኑ መንእሰያት፣ ንውሱን ኣዋርሕ ኣብ መዓስከር ሳዋ ዘሕልፍዎ ህይወት፣ ንምሉእ ዕድመኦም ዝርስዕዎ ኣይኮነን። ምኽንያቱ ንኑብሶም ከም ውልቂ፣ ከምኡ'ውን ንቤተሰቦምን ሃገሮምን ዝጠቅም ባህርያትን ብቕዓትን ዘጥረይሉ ግዜ ስለዝኾነ።"

ቃል ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፈወርቂ

ኣብ መመረቕታ መበል 18 ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት

ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ ኣብ 1994 ካብ ዝእወጅ፡ ኣብ ዝሓለፈ 20 ዓመታት፡ ኣማኢት ኣሽሓት መንእሰያት በዚ መስርሕ'ዚ ምሕላፎም፡ ብውልቂን ብሃገርን ደረጃ እንታይ ውጽኢት ነይሩዎ ኢልና፡ ካብ ዘረባ ሃውሪን ተባህለን ርሒቕና፡ ብወድዓውነት ምስ እንግምግም፡ ጽልዋኡን ረብሓኡን ንምርዳእ ዘጸግም ኣይኮነን። ሃገራዊ ኣገልግሎት ኣብ ርእሲ'ቲ ኣብ መንእሰያትና ዘስርጾ ዘሎ ንቕሓት፡ ስፍሓት ኣተሓሳስባን ብስለትን፡ መንእሰያትና ጻዕረኛታትን ሞያውያንን ክኾኑ ናቱ ሓያል ኣስተዋጽኦ ዝገብር ዘሎ መደብ እዩ። ኣብኡ'ቲ ብሩህ ኣእምሮ መንእሰያት ዝስርቶ ዘሎ ናይ ጻዕረኝነት መንፈስ ከኣ፡ ጽልዋኡ ንምሉእ ዕምሪ ዝቕጽል እዩ። መንእሰይ ኤርትራ፡ በዚ መስርሕ'ዚ ይሓልፍ ብምህላው፡ ኣብ ብዙሓት ካልኦት ሃገራት ምስተዘርከቡ ናይ'ዚ ዘመን'ዚ መንእሰያት ክሰጻጸር እንክሎ ፍሉይነት ኣለዎ። መንእሰይ ኤርትራ፡ ፍልጠትን ሞያን ኣጥሪዩ፡ ዕዉት ህይወት ክመርሕ ዝሕልን፡ ክቡርታትን ስነ-ምግባርን ሕብረተሰቡ ዝዓቀበ፡ ሃሙን ቀልቡን ናብ ስራሕን ምዕባለን ዝቐንዐ፡ ህርኩት መንእሰይ እዩ እንተተባህለ ምግናን ኣይኮነን። ነዚ ባህርያት'ዚ ኣብ ምሽስኳስን ምምዕባልን ድማ፡ ሃገራዊ ኣገልግሎት ዘይንዓቕ እጃም ዘበርክት ዘሎ እዩ። ኣብዚ ዘሎናዮ መዋእል፡ ብሓሸሽ፡ ካልእ ጸዩቕ ልምድታትን ውድቀት ስነ-ምግባርን፡ ዝርጋን መንእሰያት ንብዙሓት ሕብረተሰባት ኣሻቓሊ ኮይኑሉ ኣብ ዘሎ እዋን፡ ኤርትራውያን ወለዲ ኮነ ሃገር ብሓፈሻ፡ ከምዚኦም ዝኣመሰሉ ሓያል ባህጊ ዕብየት ዘለዎም፡ ስነ-ምግባሮም ዝሓለወ፡ ፈተውቲ ስራሕን ዲሲፕሊንን መንእሰያት ክፍርዩ ምብቅዖም ብሓቂ ዘሐብን ጸጋ እዩ።

ኣዋጅ ሃገራዊ ኣገልግሎት ቁጽሪ 82/1994፡ ንዕላማታት ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ ካብ'ቲ ብዙሕ ብውሑዱ በዚ ዝስዕብ ቃላት ኣስፊርዎ ይርከብ።

"ኣብ ብረታዊ ቃልሲ ንናጽነት ህዝቢ ኤርትራ ዝርኣዩ ናይ ቃልሲ ትብዓት፣ ቆራጽነትን ጅግንነታዊ ባህልን ዓቂብካ ንተረካቢ ትውልዲ ምውራስ፣ ፈታው ስራሕ ብዲሲፕሊን ዝተሃንጸ፣ ንዕበየት ሃገርን ሕብረተሰብን ዕቱብ ተሳትፎ ዝገብርን ዘገልግልን ዝተወደበ ሓዲሽ ትውልዲ ብምፍራይ፣ ቁጠባ ሃገር ምምዕባልን ምሕያልን፣ ሃገራዊ ሓድነት ብምሽስኳስ፣ ትሕተ-ሃገራዊ ስምዒታት ብምጥፋእ ወህደት ህዝብና ምድልዳል።"

ዓውትን ፍሽለትን ሓደ መደብ ቡቲ ክወቕዮ ዝሓለነ ሸቶታት እዩ ዝምዘን። እሞኸ መደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት ነቲ ዝተበገሰሉ ዕላማታት ብልክዕ ወቒዕዎዶ? ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ ኤርትራዊ መንእሰይ ኣብ'ዚ ዝተጠቕሰ ሃገራዊ ዕላማታት ንኽሰምር ዕዉት ስራሕ ፈጺሙ እዩ። ብሃገራዊ ኣገልግሎት ተመልሚሎም ዝወጹ ኤርትራውያን መንእሰያት፡ ኣብዞን ዝሓለፋ ናይ ናጽነት ዓመታት፡ ቆራጽነትን ጅግንነታዊ ባህሊን ቀዳሞት ወለዶ ወሪሶም፡ ልኡላውነት ሃገር ኣብ ምውሓስ ዘርኣይዎ ትብዓት መስካሪ ዘድልዮ ኣይኮነን። ኣብዚ ነዊሕ ናይ መኸተን ህንጸትን ዓመታት፡ ኣብ ውዑይን ዝሑልን እናኣተዉ ብልዑል ተጻዋርነት፡ ከቢድ ብድሆታትን ተጻብኦታትን መኪቶም፡ ምእንቲ ህዝቢን ሃገርን ኩሉ ዓይነት መስዋእቲ ብምኽፋል፡ ሃገር ከድሕኑን ክሃንጹን ዝኸኣሉ መንእሰያት ነባሪ ታሪኽ ሰሪሖም እዮም።

ሕጂ እውን ህዝቢ ኤርትራ መጻኢኡ ማዕረ'ቲ ዝኸፈሎ ረዚን ዋጋ፡ ዘተኣማምንን ውሑስን ንምግባሩ፡ ደቂሱ ዝሓድረሉ ጉዳይ ኣይኮነን። ነዚ ክውን ዝገብር ድማ ሰብ እዩ። ብፍላይ እቲ ኣፍራዪ ክፋል ሕብረተሰብ - መንእሰይ ወለዶ። ምኽንያቱ ሃገር እቲ ዝዓበየ ጸጋኣ ዓቕሚ ሰባ እዩ። ምንጪን ፈጣሪን ኩሉ ካልእ ጸጋታት ሰብ ስለዝኾነ። ባህርያዊ ጸጋ ኣብ ምዕባለ ሕብረተሰባት ዘበርክቶ ግደ ዘይከሓድ እኳ እንተኾነ፡ ብዘይ ክኢላዊ ዓቕሚ ሰብ ንበይኑ ክጻወቶ ዝኽእል ተራ ድሩትዩ። ፍልጠት፡ ሞያን ዲሲፕሊንን ዘይዓጠቐ መንእሰይ ዝተሰከመ ሕብረተሰብ፡ መሬቱ ብኹዳዲ ዘይቲ፡ ወርቂን ካልእ ክቡር ዕንቍታትን ማዕድናትን ዋላ እንተጨቀወ፡ ውሑስ ምዕባለ ከመዝግብ ኩቶ ዘይሕሰብ እዩ። ከምኡ ስለዝኾነ ድማ እዩ፡ መንግስቲ ኤርትራ፡ ምርግጋጽ ወሳኒ ግደ ሰብ፡ መርሐ ልምዓታዊ ስትራተጂ ገይሩ፡ ኣብ ሃገራዊ ቻርተር ዘስፈሮ። ካብዚ ሃገራዊ ዕላማዚ ብምብጋስ ድማ፡ ንመንእሰያት ብኣእምሮን ኣካልን ናይ ምኹስኳስ ሓላፍነት ተሰኪሙ፡ እምብዛ ገዚፍ ወፍሪ የፍስስ ኣሎ።

ዕላማን ኣገዳስነትን ሃገራዊ ኣገልግሎት ብግብራዊ ውጽኢት ዝተመስከረ ብምዃኑ እምበኣር፡ ኣድላይነቱ ንመንእሰያትን ወለዲን ደጊምካ ምግላጽ ዘድሊ ኣይኮነን። የግዳስ ሕብረተሰብ ኤርትራ፡ ኣብ ርእሲ ልቦናኡ፡

ልቦና ወሲኹ ክስቕሓሉ ዘለዎ ዓቢ ጉዳይ ምዝኽኻር ኣገዳሲ እዩ። ጉዕዞ ልምዓትና ንምሕንኳል ብቕንኣትን ሕሰድናን ክንጥዩና ሰለም ከየበሉ ዝሓድሩ ተጻባእቲ ከምዝለዉና ኣጸቢቕና ንፈልጦ እዩ። እዞም ተጻባእቲ እዚኣቶም፡ ምስጢር ምዕባለን ብልጽግናን፡ ንዓቕምኻ ብዕጽፍታት ዘራብሕ ዲሲፕሊንን ውዳበን ምዃኑ ስለዝፖገንዘቡ፡ ንምድኻምና ቀዳማይ ዒላማ ገይሮም ዝወሰድዎ፡ ነዚ ማእገር ውዳበን ዲሲፕሊንን ዝኾነ ሃገራዊ ኣገልግሎት እዩ። በዚ ምኽንያት ድማ እዮም፡ ምስሊ ሃገራዊ ኣገልግሎት ንምድዋን፡ ብሰብኣዊ መሰላትን ካልእን እናመሳመሱ፡ ኣብቲ ንጹህ ኣእምሮ መንእሰያት ናይ ኣተሓሳስባን መንፈስን ቅልውላው፡ ሃዳምነትን ምብርጋግን፡ ነውጺን ዘይምርግጋእን ንምፍጣር፡ ዘይተኣደነ ናይ ምስይጣን ዘመተታት ክካየዱ ዝስምዑ። እዚ ዘመተታትዚ እቲ ክወቕዖ ዝሓለነ ዕላማ እኳ እንተዘይወቕዐ፡ ሃሲያ ኣየውረደን ክበሃል ኣይክእልን። ገለ መንእሰያት ግዳይ ናይዚ ስነ-ኣእምሮዊ ኲናት ክኾኑ ይርኣዩ እዮም። በዚ ድማ፡ ኣንፈቶም ስሒቶም፡ ኣብ ረብሓን ቁምነገርን ዘይብሉ ናይ ኩብላልያ ህይወት ዝኣተዉ ኣይተሳእኑን። ክንዲ ዝኾኑ እቶም ግዳይ ኣስዳዒ ዘመተታትዚ ዝኾኑ ዘለዉ መንእሰያት እውን እንተኾኑ ክድሕኑን ተመሊሶም ኣብቲ ልክዕን ዘምሕረሎምን መስመር ክኣትዉ፡ ኣብ ጎደና ብሩህን ትስፉውን መጻኢ ክጽንበሩን ክኽእሉ ኣለዎም። ኣቓልቦ መንእሰያት ካብዚ መዳይዚ ክኸውዕ ዝፍትን፡ ኣብ መንእሰያት ሕመቕን ስንፍናን ዘተኣታቱ ተርእዮታት፡ ብቕዳምነት ቡቶም መንእሰያት ባዕሎም ድሕሪኡ ድማ ብወለዲ ይኹኑ፡ ሃማመተኤ፡ ግንባር፡ ትካላት መንግስቲን መላእ ሕብረተሰብን ኣትሪርካ ክምከት ዘለዎ እዩ።

ኣብ መስርሕ ህንጸት ሃገር ሓደ ወለዶ እጃሙ ብዓወት ክፍጽም ይኽእል እዩ። እቲ ዝስዕብ ወለዶ ዝዘረግ እንተኾይኑ ግን፡ ታሪኹ ጥራይ ዘይኮነ ቅያን ታሪኽን ናይቶም ዝቐደሙ እውን ለኪሙ እዩ ዝሃስስ። ስለዚ እቲ ናይ ቀጻልነትን ምዕባለን ሕቶ ብብቕዓት ክምለስ፡ ብዞዕባ ምዕባለ ሃገሩን ሕብረተሰቡን ዝግደስ መትከላዊ መንእሰይ ክህነጽ ክኽእል ኣለዎ። ኣብዚ ህንጸትዚ ድማ ሃገራዊ ኣገልግሎት እጃሙ ዓቢ እዩ። እቲ ቀንዲን ርእሲ ኹሉን ዕላማ ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ መንእሰይ ወለዶ፡ ኑቡሱ ክኢሉ፡ ፍልጠት፡ ሞያን ዲሲፕሊንን ዓጢቑ፡ መጻኢኡ ብውልቂን ብሓባርን ብብቕዓት እናቐለሰ፡ ብስርሑን ፍልጠቱን ንኑቡሱ ኮይኑ ስልጥንቲ ሃገር ሃኒጹ፡ ናይ ብሓቂ ንሰብ ዝበቅዕ ህይወት ንኽመርሕ እዩ። ብርግጽ ድማ፡ ፍልጠት ዝጸገበ፡ ብዙሕ ዓይነት ሞያታት ዝመልኸ፡ ሓጺናዊ ዲሲፕሊን ዘለዎ መንእሰይ ጥራይዩ፡ ንውልቃዊ ዕብየቱን ዕብየት ቤተሰቡን ሃገሩን ክሰርሕ ዝኽእል። ካብ ማንም ከይተጸበየ ፋሕተርተር ኢሉ ብርእሰ-ተኣማንነት ክሰርሕ፡ ኑብሱን ሃገሩን ከማዕብል ዝኽእል መንእሰይ ዘይብሉ ሃገር፡ ከም ሃገር ቀጻልነት ዘለዎ ኣይኮነን። ሃገር ንሃገር ዘገልግል ሰብ ምስከዘሀልዎ ጥራይዩ ቀጻልነቱን ምዕባለኡን ውሑስ ክኸውን ዝኽእል። ህላወ ሃገር ድማ ሓደን ክልተን ዘይብሉ ንኹልና ብሓባር ዝገደሰና ቀዳማይ ውሕስነት ህይወትና እዩ። ከምኡ ስለዝኾነ፡ እዚ ዋሕስ ቀጻልነትን ዕብየትን ዝኾነ ሃገራዊ መደብ፡ ዝያዳ እናሰፍሐን እናማዕበለን ዝኸይድ ኩነት ንምፍጣር ነፍሲ ወከፍ ሃገራዊ እጃሙ ከበርክተሉ ዝግባእ እዩ። ረብሓኡ፡ ንመላእ ህዝቢን ሃገርን ስለዝኾነ!



# ትምህርቲ

## ፍኖተ ብልጸት

"ዕላማ ወዲሰብን ዝበረሉ ኮምን እንታይዩ?" ዝብል ሕቶ፡ ብዙሕን ሰፊሕን ትንታኔታት ክወሃበሉ ዝኽእል እኳ እንተኾነ፡ ኩሉ መልሲታት መወዳእታ ኣብ ሓደ ነጥቢ'ዩ ዝዓልብ። ዕላማ ሕብረተሰብ ዘዩቋርጽ ዕብየትን ምዕባለን ምርግጋጽ እዩ። ነገራውን መንፈሳዊን ጠለባት ብዝበለጸ ምርዋይ ዝዕላማኡ ዕብየትን ምዕባለን። ሓሳብ ወይ ፍልጠት ድማ፡ መርሓ ናይዚ ዝተጠቕሰ ዕማም እዩ። ንዓለምና ኣብዚ ሕጂ ዘላቶ ደረጃ ምዕባለ ክትበጽሕ ዘብቅዕዋ፡ እቶም ኣብ ዝተፈላለዩ ዘመናት፡ ኣእምሮ ሰብ ዘፈልፈሎም ስነ-ፍልጠታዊ፡ ቴክኖሎጂያዊ፡ ፖለቲካዊ፡ ፍልስፍናዊን ካልኦትን ሓሳባት እዮም። ምስጢር ናይ'ቲ ኣብ ዓለምና፡ ካብ ህዝቢ ናብ ህዝቢ፡ ካብ ሃገር ናብ ሃገር እንዕዘቦ ምብልላጽ ከኣ፡ ትዕድልቲ ዘይኮነ ናይ ፍልጠት ጋግ እዩ። ብፍላይ ኣብ'ዚ ዘለናዮ ዘመነ-ስልጣኔ፡ ፍልጠት ልዕሊ ባህርያዊ ሃብቲ ዝሰርሖ፡ እቲ ቀንዲ ናይ ዕብየት፡ ሓይልን ብልጸትን ፍኖት እዩ። ብሉጽ ኩሉ ሳዕ ዓብላሊ ስለዝኾነ ድማ፡ እቲ ፍልጠት ዝወሓዶ ዕብለላን ምዝመዛን ጸይሩ ክቕጽል ፍሩድ እዩ።

ግናኸ ሓደ ጽቡቕ ነገር ኣሎ። ኩሉ ሰብ ብዘይኣፈላላይ ዓሌት፡ ጾታን ማሕበራዊ መበቈልን፡ ኣብ ሓጺር ግዜ ብዙሕ ፍልጠት ናይ ምድላብን ምምላኽን ብቕዓት ዝተዓደለ እዩ። ስለዚ ድማ፡ እቲ ድሒሩ ዝጸንሐ፡ ጻዕርን ተገዳስነትን እንተወሲኹ ኣብ መርከብ ስልጣኔ ቀልጢፉ ክጽንበር ዕቑር ዓቕሚ ኣለዎ። ሰባት ዓለም ካብ እትፍጠር ጀሚሮም፡ ንኣሽሓት ዘመናት ተመራሚሮም ዝበጽሕዎን ዘዋህለልዎን ፍልጠት፡ ኣብ ሓጺር ግዜ፡ ናብ ሓደ ቆልዓ ወይ መንእሰይ ምስግጋሩ ዝከኣል'ዩ። እዚ ተኽእሎ'ዚ ብተፈጥሮ ንኹልና ብማዕረ እተዓደለና እዩ። ነዚ ተኣምራት'ዚ ክውን ዝገብር ዕማም ድማ፡ ዕማም ምምሃርን ምስትምሃርን እዩ።

ፍኖተ ብልጸት፡ ብቐንዱ ኣእምሮኣዊ ህንጸት ካብ ኮነ እምበኣር፡ ዝዓበየ ርእሱ-ማል ሕብረተሰብ፡ እቲ ኣእምሮ ዝውንን ሰብኣዊ ጸጋ ከምዝኾነ ኣየካትዕን። ብሕልፊ ድማ፡ እቶም ኣብ ምዕኳኾን ምጉባዝን ዝርከቡ ቆልዑን መንእሰያትን፡ እቶም ቀንዲ ርእሱ-ማል ወይ ላህመት ሕብረተሰብ እዮም። በዚ መንጽር'ዚ ምስ እንጥምቶ፡ ሓደ ህዝቢ፡ ሃገር ወይ መንግስቲ ንቈልዑን መንእሰያትን ሞያን ፍልጠትን ካብ ምስናቕ ዝዓቢ ካልእ ዕማም ክህልዎ ኣይክእልን። እቲ ዝዓበየ ዕማም ስድራቤት ይኹን ህዝቢ ወይ ሃገር ንደቅ'ኻ ሞያን ፍልጠትን ምስናቕ እዩ። ሞያን ፍልጠትን ምስናቕ ንብይኑ ግን ኣኻሊ ኣይኮነን። ዘሰንዩዎ ረቛሒታት ኣለው። ፍቕሪ ህዝብን ሃገርን፡ ሓያል ዲሲፕሊን፡ ባህሊ ምምሕያሽ፡ ብርቱዕ ናይ ስራሕ ወኒን ትግሃትን፡ ፍትወት ሓቂን ፍትሒን ዝኣመሰሉ ብሉጻት ክብርታት፡ ማዕረ ፍልጠት፡ ኣብ ፍኖተ ብልጸት ኣገዳሲ ኣበርክቶ ዘለዎም፡ ካብ ፍልጠት ዘይፍለዩ ዕጥቅታት እዮም። ስለዚ ድማ፡ ከምዚኦም ዝኣመሰሉ ክብርታት ምኹስኳስ እውን ኣካል ስርዓተ-ትምህርቲ ክኾኑ ዝግብኦ እዩ።

ካብ ዝኾነ ካልእ ጸጋታት ንላዕሊ ዝሕረ ብቑዕ ሰብ ናይ ምፍራይ ስራሕ እምበኣር፡ ኣብ ሕብረተሰብ እቲ ዝዓበየን ወሳኒን ዕማም እዩ። ነዚ ዝዓበየ ዕማም ሃገርን ሕብረተሰብን ዘተግብር ትካል ድማ፡ ብቐንዱ ቤት ትምህርቲ እዩ። ስለዚ ቤት ትምህርቲ እቲ ወሳኒ ትካል ኣብ ምዕባለን ዕብየትን ሕብረተሰብ እዩ። ነዚ ረዚን ተልእኾ ከምዝተሰከመ ብዕምቈት ዝኻንዘብ ቤት-ትምህርቲ ከኣ፡ መርሓ ለውጢን ምዕባለን እዩ።

ከምዚ ዝተጠቕሰ፡ ኣብ ምርግጋጽ ምዕባለ እቲ ወሳኒ ተራ ዝጻወት ሰብ ብምዃኑ፡ ስትራተጂ ልምዓት ኤርትራ፡ ብቐዳምነት ኣብ ሰብ ከምዝምርከስ፡ ሃገራዊ ቻርተር ህዝባዊ ግንባር ንደሞክራሲን ፍትሒን ይኹን ማክሮ ፖሊሲ መንግስቲ ኤርትራ ብንጹር ኣስፊርዎ ኣሎ። ብርግጽ ድማ፡ ንሰብኣዊን ሃገራዊን ምዕባለ ዘገልግል ዘመናዊ ፍልጠትን ክእለትን ዘሰንቕ ምዕቡል ስርዓተ ትምህርቲ ከይሃነጽካ፡ ስልጣነ ክትረጋግጽ ዘይሕሰብ እዩ። ካብዚ ኣመለኻኽታዚ ብምንቃል መንግስቲ ኤርትራ፡ ኩሉ ዜጋ ኣውራ ድማ ቈልዑን መንእሰያትን ምዕሩይ ኣገልግሎት ትምህርቲ ብናጻ ረኺቦም፡ ብዝተፈላለየ ደረጃታት ዘመናዊ ፍልጠትን ጥበብን መሊኾም ንርእሶምን ሃገሮምን ኪኾኑ፡ ገዚፍ ወጻኢታት ክገብር ጸኒሑ ኣሎ። እዚ ዓቢይን ወሳንን ሃገራዊ ዕላማዚ ሸቶኡ ክወቅዕ ከኣ፡ መላእ ሕብረተሰብ ክእለትን ፍልጠትን ንምምዕባል ኣብ



ዝካየድ ጻዕሪ፡ በብዓቕሙን በብከዘምልከቶ ዓውዲን ደራኺ እጃም ከበርክት ሓላፍነት ኣለዎ። ኩሉም መንግስታዊ፡ ህዝባዊን ብሕታውን ትካላት፡ በብዓውዶም፡ ብቑጻሊ ትምህርቲን ስልጠናን፡ ሞያን ክእለትን ዝዓጠቑ ኣፍረይቲ መንእሰያት ንምፍጣር ዘዩቋርጽ ጻዕሪ ክገብሩ፡ ሃገራዊ ስትራተጂ ልምዓት ሓላፍነት የሰክሞም እዩ። የግዳስ እቶም ኣብ ምምዕባል ዓቕሚ ሰብ፡ ቀንዲን መሪሕን ተራ ዝጻወቱ፡ እቶም ብስሩዕ መገዲ ኣካዳምያውን ሞያውን ፍልጠት ዘቕስሙ ካብ ቅድመ-ትምህርቲ ጀሚርካ ክሳብ ላዕለዎት ኩለጃት ዘጠቓልሉ ትካላት ትምህርቲ እዮም። ዕድል መጻኢ ወለዶ ዝውስኑ ብቐንዱ እዞም ትካላት እዚኦቶም እዮም። ናይ ጽባሕ ሕብረተሰብ እንታይ ከምዝመስል ኣብ ጻዕሪ ናይዞም ትካላት እዚኦቶ እዩ ዝምርኮስ።

ክንዲ ዝኾነ፡ ትካላት ትምህርቲ ኣገልግሎቶም ካብ ዓመት ንዓመት እናበለጸን ኣድማዕነቶም እናሓየለን ኪኸይድ፡ ሃገራዊ ውጥናትን መደባት ስራሕን ብጽፈት ኣብ ምትግባር ልዑል ተራ ዝጻወት፡ ጥቡቕ ምክትታልን ቁጽጽርን ዘረጋግጽ፡ ሕጽረታትን ድኽመታትን ብኣጋ እናገምገመ፡ ንዘበረኸ ብቕዓት ዝሰርሕ ሓያል ትምህርታዊ ምሕደራ ክፈጥሩ የድሊ። ኣብ ዝተፈላለየ ኣጋጣሚታት ከምዝሰማዕ፡ እዚ ሓድሽ ወለዶ ወይ "ናይ ሎሚ መንእሰይ፡ ኣብ ትምህርቲ ተገዳስነት የብሉን" እናበልካ፡ ከምኡ'ውን ምስ ዕግበት መማህራን ዝተኣሳሰሩ ዘይመስረታውያን ጉዳያት ከም መመኽነይታ እናልዓልካ፡ መሸፈኒ ድኽመት ዝኾኑ ምስምሳት ይቐርቡ እዮም። የግዳስ ምጉዳል ተገዳስነት እውን፡ ጠንቂ ስርዓት ትምህርቲ ወይ ምሕደራ ትግባረኡ ወይ ክልቲኡ እምበር ናይ ተማሃሮ ኣይኮነን። ስለዚ ድማ፡ ብትምህርቲ ዝሰንፉን ዝወድቁን ተማሃሮ ኣብ ዝበዝሕሉ እዋን ክሕተት ዝግብኦ ተማሃራይ ዘይኮነ ቤት ትምህርትን ስርዓተ ትምህርትን እዩ። ምኽንያቱ ኣብ ትምህርቲ ዝርአ ድኽመት ወይ ስንፍና ንዕድል መጻኢ ወለዶ ዝትንክፍ ብምዃኑ፡ ንእሽቶ ናይ ምድኻም ተርእዮ ኣብ ዝቕልቀለሉ፡ ብዝምልከቶም ኣካላት ሸለል ከይተባህለ፡ ከም ዘዩላቡ ጉዳይ ተጠሚቱ ቅልጡፍ መእረምታ ክግበረሉ ዝግባእ እዩ። ብኸምዚ ዓይነት ጽኑዕ ቁጽጽርን ክትትልን ዘረጋግጽ ሓያል ምሕደራ ትምህርቲ ጥራይ ድማ እዩ፡ ጽፈትን ኣድማዕነትን ኣገልግሎት ትምህርቲ እናበለጸ ክኸይድ ዝኽእል።

ብቕዓት ስርዓተ ትምህርቲን ንዕኡ ዘተግበር ምሕደራ ኣብያተ ትምህርቲን ኣብ መውዳእታ፡ ብመንፍዓት ናይ'ቶም ዘፍርዩዎም ተማሃሮ እዩ ዝምዘን። ስለዚ ድማ፡ ስንፍና ተማሃሮ መርኣያ ትሑት ብቕዓት ስርዓተ ትምህርቲ ወይ ድኻም ትግባረኡ ክኸውን እንከሎ፡ መንፍዓት ተማሃሮ ድማ መርኣያ ብሉጽነት ስርዓተ ትምህርትን ምሕደራኡን እዩ። ከመይሲ ድኹም ምሕደራ ትምህርቲ፡ ዋላ ኑቲ ዝበለጸ ስርዓተ ትምህርቲ ባዶ ክገብሮ ይኽእል እዩ። በዚ መዐቀኒ'ዚ ክርአ እንከሎ፡ ኣብ መስርሕ ምስትምሃር ክህሉ ዘለዎ ኣተኩሮን ክፍጸም ዝግብኦ ዕዮን ከምዝበር ዘለዎ ቁጽጽርን ክሳብ ክንደይ ዕቱብ ምዃኑ ርዱእ እዩ። ስለዚ፡ ዝርአ ሕጽረታት ብምምላእ፡ ኣብ ምሕደራ ዘሎ ድኻማት ብቐጻሊ ብምፍዋስ፡ ትምህርታዊ ብሉጽነት ንምርግጋጽ፡ ኩሉም ኣብ መስርሕ ምምሃርን ምስትምሃርን ዝተጸመዱ ኣካላት ዓመት መጸ ትግሃቶም እናወሰኹ ክኸዱ የድሊ።

ኣብዚ ዘለናዮ ዘመን፡ ሕብረተሰባት ወይ ሃገራት፡ ዋሕስ ምዕባለኦምን ተወዳዳርነቶምን ስርዓተ ትምህርቲ ምዃኑ እዮም ዝኣምኑ። ስለዚ ድማ ምንቅልቓል ብቕዓት ትምህርቲን ምሕደራኡን ኣብ ዝኽሰተሉ እዋን፡ ከም ኣዝዩ ኣተሓሳሳቢን ኣሻቓሊን ጉዳይ ጠሚቶም ንምፍዋሱ ቅልጡፍ ስጉምቲታት ክወስዱ ይርኣዩ። ኣብ ኣህጉራዊ ቁጠባዊን ቴክኖሎጂያውን ውድድር፡ ፍልጠት ሞያን መሃዝነትን ናይ ዜጋታት ቀንዲ ረቛሒ ናይ ጸብለልትነትን ብልጽግናን ስለዝኾነ፡ እተን ብቑጠባ ኣዝየን ዝማዕበላ ሃገራት፡ ኣብ ዜጋታተን ኣውራ ድማ ኣብቶም ተካእቲ ወለዶ መንእሰያት፡ ትምህርታዊ ብቕዓት ከይጎድል ወትሩ ኣብ ተጠንቀቕ እየን። ንሕና ኣብ ምምዕባል እንርከብ ህዝብታት እውን ብተመሳሳሊ፡ ማዕረ ዓለምና ክሰርዓና ዝኽእል ቀዳማይ ረቛሒ ባህርያዊ ጸጋ ዘይኮነ ዓቕሚ ሰብና ምዃኑ ብምእማን፡ ኣተኩሮና ዝያዳ ካልእ ኣብ ምምዕባል ዓቕሚ ሰብና ክቐንዕ፡ ብሉጽ ኣገልግሎት ትምህርቲ ንምርግጋጽ ልዑል ጻዕሪ ከካይድ ናይ ቀዳምነት ቀዳምነትና ክኸውን ይግባእ።

ድሕሪ ስርዓተ-ትምህርትን ምሕደራኡን ዝመጽእ ካልእ ረቛሒ ተራ መማህራን እዩ። ብቕዓት መማህራን ምስ ብቕዓት ምሕደራ ትምህርቲ ተኣሳሲሩ ዝርአ ይኹን እምበር፡ ባዕላዊ ሕልናን መንፈስን ናይ መማህራን እውን ወሳኒ እዩ። ዕላማን ተልእኾን ሞያኦም ርዝነቱ ብግቡእ ተገንዚቦም፡ ሕብረተሰብ ዘሰከሞም ሓላፍነት ብተገዳስነት ዝፍጽሙ፡ ብስነ-ምግባርን ህርኩትናን ንተማሃሮ ኣብነት ዝኾኑ መማህራን ዘፍረይዎም ተማሃሮ ኣዝዮም ዕውታት እዮም ዝኾኑ። ክንዲ ዝኾነ መማህራን ንኣብነቶም ከም መራሕቲን ቀለስቲን ሓድሽ ወለዶ ዝጥምቱ፡ መኸሰቦም ኣብቲ ዝኹስኩስዎ ወለዶ ክርእዩ ዝበሃገ፡ ልዑል ሓላፍነት ዝሰምዖም፡ ካብ ዝበለ ንቕሓት ዘለዎምን ብሱላትን ክኾኑ የድሊ። ምኽንያቱ ዕድል መጻኢ ወለዶ ኣብ ምውሳን ዘለዎም ግደ ወሳኒ ስለዝኾነ። ተካኢ ወለዶ እንታይ ከምዝመስል ኣብ ጻዕርን መንፈስን ናይ ሎሚ መማህራን እዩ ዝምርኮስ። ብኣንጻሩ ርዝነት ተሰኪሞሞ ዘለው ሓላፍነት ዘይስቆርም፡ ሓልዮት ህዝቢ ሃገርን፡ ንቕሓትን ተገዳስነትን ዝጎደሎም መማህራን፡ ኣብ ልዕሊ ተማሃሮ ከውርድዎ ዝኽእሉ ማህሰይቲ ቀሊል ኣይኮነን።

ኣብ መውዳእታ ኣገዳስነት ትምህርቲ ዝርድእ ሕብረተሰብ፡ በብሸነኹ ኣብ ምዕባለ ትምህርቲ ክገብሮ ዝኽእል ኣበርክቶ ኣዝዩ ብዙሕ ምዃኑ ብሓፈሻ ጠቒስካ ምሕላፍ ኣገዳሲ እዩ። ንኣብነት ባህጊን ተገዳስነትን ተማሃሮ ኣብ ትምህርቲ ኣብ ምዕዛዝ፡ ኣቓልቦ ቆልዑን መንእሰያትን ካብ ትምህርቲ ዝገዝዕ ኣሉታዊ ባህርያት ኣብ ምቕላስ ተራ ወለዲን ኮምን ዓቢ ረቛሒ እዩ። እዚ ኹሉ ረቛሒታት'ዚ ዘመልክተልና ጉዳይ እንተሎ ከኣ፡ ብሉጽ ትምህርቲ ውጽኢት ወሁድ ጻዕሪ ሕብረተሰብ ምዃኑ እዩ።

ብዘይካ'ዚ ዝተጠቕሰ ባዕላዊ ረቛሒ፡ ብልዑል ፖለቲካዊ ንቕሓትን ሃገራዊ መንፈስን ክምከት ዝግብኦ፡ ኣእምሮ ናይ ምምጻይ (Brain drain) ከቢድ ግዳማዊ ሽርሒታት እውን ኣሎ። እዚ ሽርሒ'ዚ ንብዙሓት ኣብ ምምዕባል ዝርከባ ሃገራት፡ ኣውራ ሃገራት ኣፍሪቃ፡ ንህንጻተን ዓቢ ዕንቅፋት ኮይኑወን ዘሎ እዩ። ካብኡ ናብኡ ድማ፡ ምስቲ ሃገርና እትኸተሎ ናጻ ፖለቲካዊ መስመር ተኣሳሲሩ፡ እቲ ተጻብኦ ኣብ ልዕለና ኣብ ልዕሊ ኤርትራውያን ዝበርትዐ እዩ። ስለዚ ድማ፡ ዓቕሚ ሰብ ናይ ምስልጣን ሃገራዊ መደብና፡ ነዚ ተጻብኦ'ዚ ብዝምክት ስትራተጂ እናተመርሐ ክኸይድ የድሊ። መንእሰያት፡ መማህራን፡ ወለዲ፡ ኣብ ዝተፈላለየ ትካላት መንግስትን ሕብረተሰብን ዝርከቡ ሓለፍቲ፡ ብቐዳምነት ንገዛእ

ርእሶም፡ ነዚ ሽርሒዚ ንምምካት ዘኽእሎም፡ ክብ ዝበለ ሃገራዊን ፖለቲካዊን ንቕሓት ሃልዩዎም፡ ኣብ ትሕቲኦም ንዝርከቡ መንእሰያት ግዳይ ናይዚ ሽርሒዚ ካብ ምዃን ብምድሓን፡ ሃገራዊ ጼጋ ንምዕቃብ ብሓላፍነታዊ መንፈስ ክሰርሕሉ የድሊ።

ከም ሃገርን ህዝብን ራእይና፡ ብቑጠባ፡ ማሕበራዊ ኣገልግሎታት፡ ትምህርቲን ቴክኖሎጂን ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ምዕራግ እዩ። ነዚ ሃገራዊ ራእይዚ ብግብሪ ንምርግጋጽ ከኣ፡ ኣገልግሎት ትምህርቲ ምስቶም መሰረታውያን መሰላት ተሰሪዑ፡ ኩሉ ዜጋ ብዘይ ዝኾነ ክፍሊት ብናጻ ክምዝረኽቦ ይግበር ኣሎ። ናጻ ኣገልግሎት ትምህርቲ ካብ ክሳራኡ መኽሰቡ ይዓቢ ዝብል መረዳእታ ስለዘሎ። ብርግጽ ድማ፡ ኣብ ትምህርቲ ወፍሪ እናዕበየ ዝኸይድ ሕብረተሰብ ውትሩ ካብ ብሉጽ ናብ ዝያዳ ዝበለጸ ዓይነት ህይወትን ደረጃ ምዕባለን እናተሰጋገረ ከምዝኸይድ ዝተፈልጠ እዩ። ከመይሲ ኣብ ነፍሲ ወከፍ ዓመት፡ ብኣሽሓት ዝቖጸሩ መንእሰያት፡ ዘመናዊ ፍልጠት፡ ሞያን ክእለትን ሰኒቖም፡ ኣብቲ ዓያዪ ሓይሊ ክጽንበሩ እንከለው፡ ኣፍራይነትን መሃዝነትን ሕብረተሰብ ኣብ ምዕራግ ዝህልዎም ግደ፡ ካብቲ ንምስልጣኖም ዝተገብረ ወፍሪ ብተዓጻጻፊ ዝዓበየ እዩ። ስለዚ ወፍሪ ኣብ ትምህርቲ፡ ብኣድማዕነት እንተተሰሪሑሉ መኽሰብ እምበር ክሳራ ኣይኮነን። ክሳራ ዝኸውን ውጽኢቱ ኑቲ ዝተሓሰበ ዕላማ ምስዘይወቅዕ ጥራይ እዩ።

ከምዝፍለጥ መብዛሕትኡ ህዝብና ቅድሚ ናጽነት ኣገልግሎት ትምህርቲ ተሓሪምዎ ዝጸንሐ ብምዃኑ፡ ምዕሩይ ዝርጋሐ ኣገልግሎታት ትምህርቲ ንምርግጋጽ ክካየድ ዝጸንሐ ዕማም ክብደቱ ቀሊል ኣይነበረን። ዝጸዓረ ስለዝዕወት ግዱ፡ ኣብ ዝሓለፈ ዓመታት ናጽነት፡ ትሕቲ ቅርጺን መሳለጥያታትን ትምህርቲ ንምውዳድ ብዝተገብረ ዝኢፍ ወፍሪ፡ ኣብ ኩሉ ከባቢታት ሃገር፡ ካብ ትካላት ቅድመ ትምህርቲ ጀሚርካ ክሳብ ላዕለዋይ ደረጃ ትምህርቲ ዝህባ ኣብያተ ትምህርቲን ኮለጃትን ብብዝሒ ንምህናጽ ተኻኢሉ። ከም ውጽኢቱ፡ ሰታፌ ቆልዑን መንእሰያትን ኣብ መኣዲ ትምህርቲ ቁጽሩ ብተዓጻጻፊ ክዓቢ ክኢሉ። ሎሚ ኣብ ኤርትራ ቤት ትምህርቲ ዘይከይድ ወይ እውን ክመሃር እናደለየ ቤት ትምህርቲ ስኢኑ ዝበኩር ቆልዓ የለን። ኣብ ከተማታት ይኹን ብሕርሻን መጓሰን ዝናበሩ ዜጋታት ኣብ ዝርከብዎ ኩሉ ከባቢታት ኣብያተ ትምህርቲ ኣሎ። እዚ ሓደ ካብ ዓበይቲ መኽሰባት ናይቲ ኣብ ኣገልግሎት ትምህርቲ ዝተገብረ ዝኢፍ ወፍሪ ጌርካ ክውሰድ ይከኣል።

ይኹንምበር፡ ቆልዑን መንእሰያትን ኣብ መኣዲ ትምህርቲ ተጸምቢሮም ናብ ቀጽሪ ኣብያተ ትምህርቲ ክመላለሱ ዕድል ስለዝረኸቡ ጥራይ፡ እቲ ብትምህርቲ ክንጭብጦ እንሕልን ዓቢይ ሃገራዊ ዕላማ ወቒዕና፡ እቲ ዝድለ መኽሰብ ኣረጋጊጽና ማለት ኣይኮነን። ንተማሃሮ ዘድሊ ህንጻታት፡ ሰደቓታትን ካልእ መሳለጥያን ብምቕራብ ብዙሓት ተማሃሮ ምእንጋድ ዝቐለለ ነገር እዩ። ኣብ መወዳእታ ግን እቲ መለክዒ፡ ብዝሒ ተሳተፍቲ ዘይኮኑ፡ ቡቲ ዝወሃብ ዓይነት ትምህርቲ፡ ዝኹስኩስ ብቕዓት እዩ። ኣብ ጽላት ትምህርቲ ክሳብ ሕጂ ጨቢጥናዮ ኢልና እንሕበኖሉ መኽሰብ፡ ብቐንዱ ምርግጋጽ ምዕሩይ ዝርግሐ ኣብያተ ትምህርቲ ኣብ ኩሉ ከባቢታት ሃገር እዩ። ብሉጽን ብቑዕን ኣብ ልምዓት ሃገር ዓቢ ስምብራት ዘለዎ ኣገልግሎት ትምህርቲ ንምርግጋጽ ዝተታሕዘ ሃገራዊ ዕላማ ንምጭባጥ ግና፡ ገና ብዙሕ ዕዮ እዩ ዝተርፈና። ስለዚ ድማ ጻዕርና ብዝተዓጻጸፈ ክቕጽል ኣለዎ። ኣብ ዝኸይድ ኣብ ዝግበኦ መድረኽ ከምዝለና ግንዛበ ዝሓትት እዩ። ኑቲ ዘሎ ስርዓት ትምህርቲ ወይ ካሪኩለም ብግቡእ ክተግበሩ ዝኽእሉ ብቑዓት መማህራን ብብዝሒ ኣብ ምምልማል፡ ዝኣክል መምሃሪ መጻሕፍቲ፡ ላቦራቶሪታት፡ ዎርክሾፓት፡ ኣብያተ ንባብ፡ ቴክኖሎጂ ሓበሬታን ካልእ መሳለጥያታትን ኣብ ምምላእ ገና ክዕመም ዘለዎ ዓበይቲ ዕዮታት ኣሎ። ዝያዳኡ ዘገድስ ግዳ እቲ ኣቐዲሙ ዝተጠቕሰ እዩ። ስርዓት ትምህርቲ ብቐጻልነት ናይ ምውርጻጽ፡ ብቕዓት ምሕደራ ኣብያተ ትምህርቲ ናብ ዝበለጸ ደረጃ ናይ ምዕራግ ዕማም። ምኽንያቱ ትምህርታዊ መሳለጥያታት ብምልኣት ምስተዋደደ እውን እንተኾኑ ትካላት ትምህርቲ ኣገልግሎቶም ካብ ዓመት ንዓመት እናተማሓየሽን ኣድማዕነቶም እናሓየለን ዝኸይድ፡ ብቐንዱ ብብሉጽ ምሕደራ እዩ። ሰናይ ዓመት ትምህርቲ!



# ትንታነ

## ርግኣት፡ ፍረ ፖለቲካዊ ብቕዓት

ኣብዚ ዘለናዮ ታሪኻዊ መድረኽ፡ ዓለምና ብሓፈሻ፡ ጎደቦና ቀርኒ ኣፍሪቃን ማእከላይ ምብራቕን ድማ ብፍላይ፡ ብኣዝዩ ተዋሳሲ ፖለቲካዊን ጸጥታዊን ኩነታት ይሓልፍ ከምዘሎ ብቐረባን ዕለታዊን እንዕዘቦ ዘለና ጉዳይ እዩ። ኣቐድም ኣቢሉ ኣብ ሶማል ዝተኸስተ ናይ ስልጣን ባዶኸ፡ ኣብ'ታ ሃገር ንነዊሕ ዓመታት ዝቐጸለ ሕንፍሽፍሽ ከኸትል ርኢና ኢና፡ ገና እውን ይቕጽል ኣሎ። ግጭት ሰሜንን ደቡብን ሱዳን ብናጽነት ደቡብ ሱዳን እኳ እንተተፈትሐ፡ ሰዓቡ ኣብ ደቡብ ከቢድ ኲናት ሓድሕድ እዩ ኣኸቲሉ። ኣብ ሰሜን ሱዳን ዘሎ ውሽጣዊ ፖለቲካዊ ዘይምርግጋእ እውን ገና ኣይሰኸነን። ዓሚቑ ፖለቲካዊን ቁጠባዊን ጸገማት ብወያነ እትምራሕ ኢትዮጵያን ዓሌታዊ ፖሊሲ ናይ'ቲ ስርዓት ፈጢርዎ ዘሎ ኤትኒካዊን ሃይማኖታዊን ምትፍናን እውን ውዒሉ ሓዲሩ እንታይ ከምዝወልድ ግዜ ክምልሶ'ዩ። ኣብ ሰሜን ኣፍሪቃ፡ ኣብ ሊብያ ድሕሪ ውድቀት ስርዓት ቓዛፊ ዝተኸስተ ናይ ስልጣን ሃንፍን ዘስዓቦ ሕንፍሽፍሽን፡ ዘይርጉእ ኩነታት ግብጺ፡ ብተመሳሳሊ ኣብ ማእከላይ ምብራቕ፡ ኣብ ሶርያ፡ ዒራቕ፡ የመን፡ ፍልስጤምን እስራኤልን ዘሎ ኲናትን ሕምስምስን ድማ ካብቲ ኣኽቢቡና ዝርከብ ተሃዋሲ ኩነታት ጎሊሑ ዝጥቀስ እዩ።

እዚ ተኣፋፊ ኩነታት'ዚ፡ ቡቲ ዓበይቲ ሓይልታት ዓለምና ዝኸተልኦ ዘለዋ ግጉይን ዘይተጸንዐን ፖሊሲን ውተሃደራዊ ምትእትታዋትን ዝያዳ እናተሓላለኸ ክኸይድ እምበር፡ ኣብ ቀረባ ግዜ ክፍወስን ክዕረን ይኽእል'ዩ ኢልካ ትጽቢት ክግበረሉ ኣይክእልን። ምኽንያቱ ብግዳማዊ ምትእትታው ዝፍታሕ ሽግር ወይ ዝረጋገጽ ሰላም ከምዘየለ ዝሓለፈ ተሞኩሮ ብግብሪ ኣረጋጊጽዎ እዩ። ካብ ኣፍጋኒስታንን ዒራቕን ጀሚርካ ክሳብ ሕጂ ኣብ ዝተፈላለያ ሃገራት ዝተገብረ ውተሃደራዊ ምትእትታዋት፡ ብኣንጻር'ቲ ዝተነፍሓሉ ደሞክራሲ ናይ ምስፋን ቅዱስ ዕላማ፡ ብግብሪ ዝፈጠሮ ነገር፡ ናይ ስልጣን ሃንፍ ጥራይ እዩ ነይሩ። ናይ ስልጣን ሃንፍ ድማ ውጽኢቱ ስርዓተ ኣልቦነት፡ ኲናት ሓድሕድን መትሓዚ ዘይብሉ ሕንፍሽፍሽን ምዃኑ፡ ዓለም ብግብሪ ትዕዘቦ ኣላ።

እዚ ኣብ ጎደቦና ተፈጢሩ ዝርከብ ኣዝዩ ኣሻቓሊ ኩነታት፡ ብሰንኪ ዘይቅኑዕ፡ ብዘይካ ውልቃዊ ረብሓ፡ ሓልዮት ህዝብታት ዘይብሉ ፖሊሲታት ዓበይቲ ሓይልታት ዓለምና ዝተፈጥረ እኳ እንተኾነ፡ እቲ ቀንዲን መሰረታዊን ጠንቂ ግን ንሱ ኣይኮነን። እዚ ኩነታት'ዚ ብቐንዱ ውጽኢት ሰንኰፍ ሃገራዊ ጥምረትን ንግዳማዊ ምትእትታው ዝዕድም ዘቤታዊ ድኻምን ፖለቲካዊ ዘይብቕዓት ናይተን ሃገራትን እዩ።

ኣብ ውሽጢ ከምዚ ዝኣመሰለ ሕንፉሽ ዞባዊ ኩነታት፡ ህዝቢ ኤርትራ፡ ልዑል ሃገራዊ ስኒትን ሓድነትን፡ ከም ውጽኢቱ ድማ ዘተኣማምን ውሽጣዊ ጸጥታን ሰላምን ከረጋግጽ ምኽኣሉ ፍሉይነት ኣለዎ። ኤርትራ ብመንጽር'ቲ ኣኽቢብዋ ዘሎ ዞባዊ ኩነታት፡ ከም ደሴት ሰላም ኣብ ባሕሪ ሲኦል ክትምሰል ትኽእል እያ። ዝገጠማ ብድሆ ስለዘይነበረ ግን ኣይኮነን። እኳ ድኣ፡ እቲ ዝገጠማ ብድሆ፡ ብብዝሒ‌ኡን ክብደቱን መዳርግቲ እውን ዝርከቦ ኣይኮነን። ኣብ ዝሓለፈ ልዕሊ 16 ዓመታት፡ ሰላም ህዝቢ ኤርትራ ንምዝራግ፡ ልኡላውነቱ ንምድፋር፡ ሓድነቱ ንምብትታን፡ ብግዳም ክፍተን ዝጸንሐ ውተሃደራዊ፡ ፖለቲካዊ፡ ጸጥታዊን ቁጠባዊን ተጻብኦታትን ሽርሒታትን፡ ካብቲ ንኻልኦት ህዝብታት ዝገጠሞም ብድሆ ብተዓጻጻፊ እንተዘይሓዩሉ ዝንእስ ኣይኮነን። ኣብ ኤርትራ ግን ኩሉ ዝተገብረ ፈተነታት ኣይሰርሐን። ስለምንታይ? እንተድኣ ኢልና መልሱ ንጹር እዩ። ህዝቢ ኤርትራ፡ ሳላ'ቲ ብዙሓት ህዝብታት ክውንንዎ ዘይክኣሉ ፖለቲካዊ ብቕዓቱ'ዩ ንኹሉ ዝተኣልመ ውዲታትን ሽርሒታትን ተረሩ ብምምካት ከምዘይሰርሕ ገይርዎ። ቡቲ ምስኩር ሃገራዊ ጥምረቱን ንቕሓቱን ንግዳማዊ ሽርሒን ተጻብኦታትን ነቓዕ ስለዘይከፈተ ድማ፡ ብተዛማዲ ህድኣት፡ ሃሙን ቀልቡን ኣብ ልምዓት ኣቕኒዑ፡ ኣብ ዕዮ ገዝኡ ክጽመድ ዕድል ረኺቡ፡ ብዙሕ ዕዮታት እውን ከሳልጥ ክኢሉ ኣሎ።

እዚ ይኹን'ምበር፡ ስዕረት ዘይምነዎም ታሪኻውያን ተጻባእቲ ህዝቢ ኤርትራ፡ ሕጂ እውን ተስፋ ቆሪጾም ኢዶም ከምዘይእርንቡ ክፍለጥ ዘለዎ እዩ። እዞም ማእለያ ዘይብሉ ውዲታት ፈቲኖም ዝፈሸሎም ተጻባእቲ፡ ቡቲ ህዝቢ ኤርትራ ከረጋግጾ ክኢሉ ዘሎ ሰላምን ርግኣትን፡ ዘርእዩ ዘሎ ልምዓታዊ ገስጋስ፡ ሕጉሳት ክኾኑ ኣይሕሰብን። ስለዚ ድማ፡ ተጻብኦታቶም ክቕጽል ምዃኑ ኣየማትእን። መንእሰይ ኤርትራ እምበኣር፡ ከም መሪሕን ዋልታን ሕብረተሰብ መጠን፡ ነዚ ኩነታት'ዚ ብዕምቈት ብምግንዛብ፡ ዛጊት ኣብ ትሕቲ ርጉእ ኩነታት ክነብር ዘኽኣሎ ዘሎ ብልጫታት ሕብረተሰቡ ኣጽኒዑ ብምሓዝ፡ ካብኡ ዝሕተት መድረኻዊ ተልእኾኡ ብብቕዓት ንምፍጻም ፖለቲካዊ ብቕዓቱ ካብ ዝኾነ እዋን ንላዕሊ ከሐይል የድልዮ።

ካብዚ ዘሎ ዞባዊ ሃዋህውን ካብ ታሪኽናን ከምእንግንዘቦ፡ ኣብ እዋን ሰላም ይኹን ኲናት፡ ማለት ኣብ ምክልኻል ሓደጋ ይኹን ኣብ ጉዕዞ ዕብየት፡ ንሓይሊ፡ ብቕዓትን ኣድማዕነትን ሕብረተሰብ ዝውስኑ፡ ብዙሓት ረቛሒታት እኳ እንተለዉ፤ እቲ ወሳኒ

*ረቛሒ ግን፡ ውሽጣዊ ሃገራዊ ጥምረት፡ ፖለቲካዊ ብቕዓትን ንቕሓትን እዩ። ዕውት ህዝቢ፡ እቲ ብዙሕ ዝቕጽሩ ወይ ገዚፍ ቁጠባን ወተሃደራዊ ሓይሊን ዝውንን ዘይኮነ፡ እቲ ስሙርን ብሉጽ ሃገራዊ ክብርታት ዝውንንን ልዑል ፖለቲካዊ ብቕዓት ዘለዎ ህዝቢ እዩ። ናይ እዋን ቃልስን ናይ ድሕሪ ናጽነትን ታሪኽና፡ ናይዚ ሓቂ'ዚ ጉሉሕ ምስክር እዩ። ከመይሲ ሳላ ውሽጣዊ ጥምረትናን ሓያል ውዳበናን ኢና፡ ናብ ዘይጽዓድ ሓይሊ ተቐይርና፡ ንኹሉ ዘይክኣል ዝመስል ምረትን መስገደልን ሰጊርና፡ ንርእሰ ሓያላን ገጢምና፡ ንምዝራግና ዘንቀደ ዝተፈላለየ ሽርሒታት መኪትና፡ ህላወናን ቀጻልነትናን ከም ህዝብን ሃገርን ከነረጋግጽ ዝበቓዕና።*

*ብኣንጻር'ዚ ዝተጠቕሰ ንሓይልን ብቕዓትን ሃገርን ሕብረተሰብን ዝውስን ረቛሒ፡ ሰንኰፍ ሃገራዊ ጥምረትን ድኹም ፖለቲካዊ ብቕዓትን እቶም ቀንዲ ጠንቂ ውድቀት ሕብረተሰባት ምዃኖም ታሪኽ ዓለምና ደጋጊሙ ኣነጺርዎ እዩ። ህልዊ ኩነታት ከባቢና ድማ፡ ደጊሙ የረጋግጾ ኣሎ። ጠንቂ ድኻምን ውድቀትን ሕብረተሰባት እምበኣር፡ ሓይልን ብርትዐን ግዳማዊ ተጻብኦ ኣይኮነን። እዚ ሓቂ'ዚ ኣብ ዝኾነ መድረኽ ናይ ታሪኽ ፍጹም ተቐይሩ ኣይፈልጥን። ንመጻኢ እውን ዝቕየር ኣይኮነን። ሕብረተሰብ ብውሽጡ እዩ ዝደክምን ዝዓኑን።*

*ኤርትራውያን፡ ኣብ ቅድሚ ግሁድን ዘይግህዱን ዞባዊን ዓለማዊን ተጻብኦ ጸኒዕና ደው ክንብል ዘኽኣለና ረቛሒ፡ እቲ ብሓያል ሃገራዊ ሓድነትን ልዑል ሃገራዊ ፍቕሪን ዝልለ ፖለቲካዊ ባህልናን ብቕዓትናን ምዃኑ እምበኣር ተረካቢ ሃገር መንእሰይ ብዕምቈት ክግንዘቦ ኣለዎ። ብሕጂ ዝጽበዩና ብድሆታት ሰጊርና ኣብቲ እንደልዮ ዕላማ እንበጽሕ ከኣ፡ እዚ ቀንዲ ምስጢር ዓወትና ዝኾነ ውሽጣዊ ፖለቲካዊ ሓይሊ ምስዝዕቀብን ዝያዳ እናሰሰነ ምስዝሽይድን ጥራይ ምዃኑ ክፍለጥ ዘለዎ እዩ። ክሳብ ሕጂ ብዓወት ዝመረሽና ብሓይሊ ብረት ወይ ብሓይሊ ገንዘብ ዘይኮነ ብሓይሊ ፖለቲካዊ ንቕሓት ኢና። ስለዚ፡ መንእሰይ፡ እቲ ቀንዲን ዘይስዓርን ዕጥቂ ፖለቲካዊ ንቕሓት ምዃኑ ክግንዘብ ኣለዎ። ታሪኽና ከምዝምስክሮ እቲ ዝዓበየ ጸጋና ንቕሓት እዩ። ኩሉ ቅያታትና ውጽኢት ንቕሓት እዩ ነይሩ። ስለዚ ድማ፡ ኣብዚ ቀንድን እንተኣማመኑሉን ጸጋ ድኻማት ክህሉ ስለዘይግባእ፡ መንእሰይ ነቲ ዘዐውተና ፖለቲካዊ ሓይልን ሃገራዊ ክብርታትን ምዕቃብ ብዝለዓለ ንቕሓት ክጽዕረሉ ዝግብኦ ጉዳይ እዩ። ነዚ ንምግባር ስነሓሳባውን ፖለቲካውን ስራሕ ወትሩ እናሓየለ ክሽይድ የድሊ።*

*ውፉይ ሱታፌ መንእሰይ ኣብ ኩሉ ሃገራዊ ጉዳያት፡ ብቐንዱ ካብ እምነት ኣብ ዕላማ እዩ ዝፍልፍል። ስለዚ ዝጸንሐ ሓያል እምነትን ሃገራውነትን ተዓቂቡ ክቕጽል፡ ንጥፈትን ኣወዳድባን ማሕበርና ክሕይል፡ ተራ ካድረታት መንእሰያት ክዓዝዝ፡ ውዳበን ንቕሓትን መንእሰያት ክዓቢ የድሊ። መንእሰይ ልዑል ፖለቲካዊ ንቕሓትን ሓያል ውዳበን ምስዝህልዎ እዩ፡ ንሕብረተሰብ ብውሽጢ ዘበኹብኹን እምነት ዘጥፍእን ጉድለታትን ዘይብቕዓትን ምስኡ ተኣሳሲሩ ዝኸስት ሃገራዊ ክብርታት ዘዕኑ ነውርታትን ኣትሪሩ ክቃለሶ ዝኽእል።*

*ውሽጣዊ ጽሬትን ብርትዐን እምበኣር፡ እቲ ቀንዲ ዋሕስ ርግኣትን ዕብየትን እዩ። ኣዝዩ ዕውትን ተኣምራታዊን ታሪኽና፡ ጸላእትና ድኹማት ስለዝነበሩ ዝተረኽበ ዘይኮነ፡ ጥምረትናን ብርታዐናን፡ ልዕሊ ሓይሎምን ሓይሊ ዘራያቶምን ጸብለል ስለዝበለ እዩ። ኣብዚ ዝሓለፈ ዓመታት ካልኦት ህዝብታት ክጻወርዎ ዘጸግም ግዳማዊ ተጻብኦ፡ ካብ ቅሉዕ ወራር ክሳብ ዝተፈላለየ ስውር ፖለቲካዊን ቁጠባዊን ሽርሒታት ምምካትና እውን ፍረ ጥምረትናን ፖለቲካዊ ብቕዓትናን ጽንዓትናን እዩ። ጻማና ድማ ብቐሊል ዝግመት ኣይነበረን። ልዕሊ ኹሉ፡ ድሕነትን ቀጻልነትን ሃገርና ምስ ክብረት ኣውሒስና። ብውግእን ወረ ውግእን ጀሆ ከይተታሓዝና፡ ሱር በተኽ ቁጠባዊ ለውጢ ዘምጽእ ስትራተጂያዊ ወፍሪታትን መደባት ልምዓትን ኣብ ምትግባር ንርከብ ኣለና። ኣብ ዝኾነ ወገን ከይተጸጋዕና፡ ኣብ ዋጋ ዕዳጋ ከይኣተናን ከይተመሻኸናን ዝሓለፍናዮ መድረኽ ብምንባሩ ድማ፡ ነቲ ፍቱን ተጻዋርነትናን ብርታዐናን ከም ህዝብን ሃገርን ደጊሙ ዘጕልሐ እንሕበነሉ ታሪኽ ፈጺምና። እዚ፡ ፍረ ዘይጸዓድ መንፈስን ሕልናን፡ መርኣያ ሓያል ፖለቲካዊ ዓቕምን ብቕዓትን ህዝቢ ኤርትራን መንእሰያቱን እዩ።*

*ሕጂ'ውን ኣብ ቅድመና፡ ገና ክንሰግሮ ዘለና ብድሆታት ኣሎ። ምስቲ ዝሰገርናዮ ኣዝዩ ፈታኒ ግድላት ዝዳረግ እኳ እንተዘይኮነ፡ ግዳማዊ ተጻብኦታት ከኽትም ኣይኮነን። ስለዚ ድማ ድልወትናን ፖለቲካዊ ብቕዓትናን ወትሩ እናሰወደ ክሽይድ ዘለዎ እዩ። ብውሽጢ'ውን ብቐጻሊ እናተፈወሰ ክሽይድ ዝግባእ ሕጽረታትን ድኻማትን ክህሉ ባህርያዊ እዩ። ስለዚ ድማ፡ ሰላምን ርግኣትን ዘውሓሰ ሃገራዊ ክብርታት ንምዕቃብ ሓያል ፖለቲካዊ ስራሕ ይሓትት። ንድሕነትን ምዕባለን ሃገር ኩሉ ሳዕ፡ እቲ ወሳኒ ውሽጣዊ ኩነታት ስለዝኾነ፡ ኣተኩሮና ዝያዳ ኣብ ዘቤታዊ ዕማም ማለት ኣብ ቁጠባዊን ፖለቲካውን ህንጸት ሃገር ቀኒዑ፡ ንግዳማዊ ረቛሒታት ብውሽጣዊ ስራሕን ምዕባለታትን ክንጸልዎን ክንልውጦን የድሊ።*

*ንልዕሊ ፍርቂ ዘመን ብኩናትን ቀጻሊ ተጻብኦታትን ቁጠባዊ ሽርሒታትን ስለዝሓለፍና ብሓደ ወገን፡ ናብ ግዚያዊ ፍታሕ ከየድሃብና ተጸሚምና ነባሪ ፍታሕ ዘምጽኡ ስትራተጂያውያን ወፍሪታት ኣብ ምትግባር ስለእንርከብ ድማ በቲ ካልእ ወገን፡ ዘሎና ጸር መነባብሮ ክብደቱ ርዱእ እዩ። የግዳስ ሳላ ዝተጸመምና ብዙሓት ክትግብርዎ ዘጸግሞም፡ ካብ ቁጠባዊ ጽግዕተኛነትን ተጸባይነትን ከላቕቕና ዝኽእል፡ ሰፊሕ ልምዓታዊ መደባት ኣብ ምትግባር ድሓን ሰጕምና ኢና። ኣብ ትሕቲ ቅርጺ ብዘሳለጥናዮ ዕማም፡ ንገዚፍ ሕርሻዊ ንጥፈት ከምኡ'ውን ንሰፊሕ ቁጠባዊን ንግዳውን ንጥፈት ባብ ኣብ እነርሕወሉ መድረኽ ተቓሪብና ኣሎና። ኣብ ዕደናን ካልእ ጽላታትን ዘሎ ናይ ውሽጢን ደገን ወፍርታት ድማ፡ ኣብ ቁጠባዊ ዕበየትና ዓቢ ድርኺት ከምዝፈጥር ንጹር እዩ። እዚ ተታሓሒዝናዮ ዘሎና መደባት ልምዓት እምበኣር፡ ሰላምናን ልኡላውነትናን ዘውሕስ ድልዱል ዓንዲ ብምዃኑ፡ ፖለቲካዊ ብቕዓትን ንቕሓትን ኣዕሪግና፡ ግዚያዊ ጸገማት እናበዳህና ዝያዳ ክንረባረበሉ ዘለና እዩ።*

## ክብርታትና መርሓና!

# እቲ ክብሪ እቲ ግብሪ'ዩ

ኤሃብ ግርማይ

ብዙሕ እዋን ክብርታት ክበሃል ንሰምዕ ኢና። መጽሔት መንእሰይ'ውን ኣብ ዝሓለፉ ሕታማታ ንኽብርታት ዝምልከቱ ብርክት ዝበሉ ጽሑፋት ክተኣንግድ ጸኒሓ። ክብርታት ግን ሰፋሕትን ዘይድህሰሱን ደዮም ዋላስ ተጨበጥቲ እዮም? ክብርታት ኣብ መድረኽ ዝቀያየሩ ደዮም ወይስ ቀወምቲ እዮም? ክብርታትና ክንብል ከለና ከም መንእሰያት እንታይ ክንብል ስለ ዝደለና እዩ? ክብርታት ናትና ናይ ውልቅና ደዮም ወይስ ኣብቲ ሰፊሕ ዓንኬል ክብርታት ሕብረተሰብና ዝርከቡ እዮም? እቶም ናትና እንብሎም ክብርታትከ ካብ ካልኦት ክብርታት ብምንታይ ይፍለዩ፣ ኣብ ምንታይከ ይራኸቡ? ሕቶ፣ ሕቶ፣ ሕቶ!

"ኣይትስረቕ፣ ኣይትሓሱ..." ዓለም ብዓለሙ ክህልውዎ ዝደልዮም ኣድማሳውያን ክብርታት እዮም። ቅዱስ ስርቂ፣ ቅዱስ ሓሶት ዝበሃሉ ከም ዘለዉ'ውን ንሰምዕ ኢና። ንኣብነት፣ ጠሚኻ ከለኻ ዘይናትካ ሃንዛ ወይ ባኒ ወሲድካ ምብላዕ፣ ሓሲኻ ሰላም ወይ ዕርቂ ኩተስፍን ምፍታን፣ ወዘተ. ካብቲ ኣነዋርነቶም እቲ ውጽኢቶም ስለዝበልጽ ከም ቅቡላት ክውሰዱ ይረኣዩ። ስርቅን ሓሶትን ከም ልምዲ ምስ ዝሰርጹ ግን ኣዕነውቲ እዮም። ዋላ'ቶም ከም ቅቡላት ዝተጠቕሱ 'ዓይነት ስርቂ' ናብ ልምዲ ምስ ዝቕየሩ ኣሉታውያን እዮም። በዚ ኮይኑ በቲ ስርቅን ሓሶትን ዝፈቱ ሕብረተሰብ የለን። ካብ ስርቅን ሓሶትን ዝከላኸል ዝዓበየ ክብሪ ድማ 'ስራሕ' እዩ። 'ርሂጸ በላዕ፣ ሃበኒ ህበይ ይገብር፣ ስራሕ ክብረት ዝህብ ክብሪ፣ . . . መግለጺ ክብረት ሓደ ሕብረተሰብ እዮም። ዘይሰርሕ ሕብረተሰብ ጥሙር ክብረት ክሃንጽ ኣይክእልን። እቲ ማእከል ስራሕ ድማ መንእሰይ እዩ። ሓደ ካብ ዝዓበዩ ክብርታት ሓደ ሕብረተሰብ ብሓፈሻ ናይቲ መንእሰይ ድማ ብፍላይ ስራሕ ምኳኑ ኣየማትእን። ህርኩት ሰራሕተኛ መንእሰይ ዝሃንጾ ሃገር ካብ ብዙሓት ነውርታት ነጻ እዩ።

ፍቕሪ ስራሕ፣ ፍቕሪ ሃገር፣ ተወፋይነት፣ ወዘተ. እውን ኩሎም ሕብረተሰባት ክህልውዎም ዝደልይዎም ክብርታት እዮም። ፍቕሪ ሃገር ብቓል ክትገልጾ ዘይትኽእል መሪሕ ክብርታት እዩ። ፍቕሪ ሃገር ኣብ ግጥሚ፣ ዜማ፣ ጽሑፍ፣ ኮታ ኣብ ስነ-ጥበብ ጐሊሑ ይግለጽ እዩ። ኣብ ዓበይቲ ውድድራት ስፖርት ዓለም 'ሃገራዊ መዝሙር' ሓንቲ ሃገር ክዝመር እንከሎ ዘሎ ስምዒት ካብቲ ብደገ ዝርእዮ እቲ ኣብ ውሽጡ ጥሒሉ ዘንጸባርቕ ይዓቢ - ካብ ማዕዶ፣ ምስታፍ ስለዝሕይል። ፍቕሪ ሃገር እምበኣር ብግብራዊ ተሳታፍነት ጥራይ ዝረጋገጽ፣ ብግብራዊ ተሳታፍነት ጥራይ ዝሕይል ክብረት እዩ። ብኾፍካ ሃገረይ ምባልን ኣብቲ ሃገርካ እትደልዮ ውዑይን ዝሑልን ኣቲኻ ተራኻ ኩተረጋግጽ ምኽኣልን ክልተ ጫፋት'ዩ። ንሃገርካ ዕውት ስፖርታዊ ኬንካ ኩተጻውዓ ንኣብነት፣ ከምቲ ልዕል ኢሉ ዝተንከፍክዎ፣ ኣብ እዋን ንእስነትካ ባይታ ክጣጥሓልካ፣ ናብኡ ዝወስድ መንገዲ ክንጸፈልካ፣ ንስኻ'ውን፣ ዕድመ ምስ ደለብካ፣ ዓቲብካ ናብኡ ዘብጽሕ መንገዲ ክትሕዝ ምስ እትኽእል እዩ። እዚ፣ 'ቈርበት ብርሑሱ ሰብ ብንእሱ` ናብ ዝብል መሰረታዊ ምስላ እዩ ዝወስደና። ከም መንእሰያት፣ ንሕና ዘይረኸብናዮ ዕድል ኣብ ንኣሽቱ ኣሕዋትና ወይ ደቅና ክንርእዮ ንሰርሓሉዶ ኣለና? እቲ ዕማም ብቐንዱ ናይ መንእሰያት እዩ፣ እንተዘየለ ከም ዝህሉ ምግባር።

ሕብረተሰብ ብሓፈሻ መሪሕ ተራ'ዩ ዝጻወት። መሪሕ ተራ ንኽጻወት ከኣ ዘማእዝኖ ሓያል ትካላት መንግስቲ የድልዮ። 'ጽቡቓት መደባት ወይ ሓሳባት ስለዝሰኣኑ ኣይኮነን ሓደ ነገር ዘይዕወት፣ ዝኸታተሎን ክሳብ መወዳእታ ዘብጽሖን ስለዝስእን ደኣ'ምበር። ንኣሽቱ እንከለና ዝነበረና ፍቕርን ክእለትን ኩዕሶ እግሪ መግለጺ ክረኽበሉ'ውን ኣይክእልን። ሕጂ ክሓስቦ እንከለኹ ግን 'ናበይ ከይዱ!?' ኢለ እግረምን እሓትትን። ብዘይቀልዓለም፣ ንገለ ደቂ ጋንታና ምስ ናይ ሎሚ ብሉጻት ተጻወትቲ ዓለም ነወዳድሮም ኢና። ርሑቕ ከይከድና'ውን ኣብ ሃገራት ስካንዲነቪያን ዝተጻወቱን ተኣምር ዝሰርሑን ቈልዑ ኤርትራ ነቲ መስመር ክቕጽልዎ ዘይምኽኣሎም ዘይሓመሉ ሰብ ኣሎ ክብል ኣይክእልን፣ እንታይ'ዩም ግን ኮይኖም? እቲ ክእለት ናበይ ኣቢሉ? ግብራዊ መልሲ ዝደሊ ሕቶ እዩ።

መበገሲ ዛዕባይ ፍቕሪ ሃገር ከም ክብረት እዩ። ፍቕሪ ሃገር ከም ብግብራዊ ተሳታፍነት ኣብ ኩሉ ዓውድታት ፍልጠትን ክእለትን ዝረጋገጽ ምኳኑ እዩ።

ኣብ ታሪኽ ኤርትራ፣ ቀንዲ መለለዩ ክብረት መንእሰያት ስለ ሃገርካ ምብጃው እዩ - ስለ መሬታን ህዝባን። ናይ ግዜ ቃልሲ መንእሰያት ናጽነት ኤርትራ ኣብ ቅድሚኦም ከም ዝነበረት ደኣ'ምበር፣ ኣበይን መኣስ ትብጻሕን ቅንጣብ ኣፍልጦ ከይነበሮም ኩሉ ዓይነት ዋጋ ከፊሎም ከምጽኡዋ ምኳኖም ብእምነትን ግብራዊ ተሳትፎን ተቓሊሶም። እቲ ቓልሲ መሪር፣ እቲ ዋጋ ከቢድ፣ እቲ ፍረ ግን ምቁር ኮይኑ። ኣብ ዕላማኻ ከቢድ ዋጋ ብምኽፋል ትበጽሖ ኣይትስእንን።

መንእሰይ፡ ኣብ ኩሎም ቀለቤታት ለውጢ ዝርከብ ኣገዳሲ ባእታ ስለዝኾነ፡ ተሳትፎኡ'ዩ ራህዋ ዝፈጥር፡ ተሳትፎኡ'ዩ ለውጢ ዘምጽእ። ታሪኽ ከም ዝምህረና፡ ዝዓበየ ተራ መንእሰያት ኤርትራ ኣብ ገድሊ ኣንጻር መግዛእቲ ብሓፈሻ፡ ኣብ ገድሊ ንናጽነት ድማ ብፍላይ ተንጸባሪቑ - ብግብራዊ ተሳትፎ። ድሕሪ ናጽነት እንተኾነ'ውን፡ እቲ ገድሊ ብዓቢኡ ኣብ ገድሊ ምክልኻል ልኡላውነት ዘተኰረ እዩ። እዚ ድማ ከቢድ ዋጋ ዝሓተተ ፈታኒ መድረኽ እዩ። ኣብዚ መድረኽ'ዚ እውን መንእሰያት ኤርትራ ብግብራዊ ተሳትፎ ህይወቶም ከፊሎም ሃገር ኣድሒኖም። ሃገርካ እትጠልቦ ዋጋ ምኽፋል ከኣ እቲ ዝዓበየ ክብሪ ናይ ሓደ ወለዶ እዩ። ማዕረ ህይወትካ ምኽፋል ድማ ኑቲ ህይወትካ ከፊልካ ዝሃነጽካዮ ክብሪ ክትሃንጾን ከተማዕብሎን ክትከላኸለሉን ኣለካ። 'ክብረት' ሓንሳብ ተሃኒጹ ባዕሉ ዝቕጽል ኣይኮነን። ልክዕ ከም ቀለቤት ወለዶታት እናተተኻኸኡ ዝሃንጽዎ ምትእስሳር እዩ። ኣብ መንገዶ ሓደ ወለዶ ዝሃንጾ ክብረት እቲ ዝስዕብ ከማዕብሎ ወይ ክብርዞ ይኽእል። እናሓንሳብ ባዕሉ'ቲ ዝሃነጾ ከዕንዎ'ውን ይኽእል እዩ። ንኣብነት፡ ባህሊ ልዑል ብጻይነት ኣብ ዝሓተተ መድረኽ ጸኒሕካ፡ ቅሩብ እቲ መድረኽ ምስ ዝቕየር፡ ኣስዳዕቲ ተርእዮታት ምስ ዝገጥሙኻ፡ ቀስ-ብቐስ ናብ ንዓይ ይጥዓመኒ (መብዛሕትኡ እዋን ከይተረድኣካ) ትሰጋገር። እዚ ባህሪ ተፈጥሮን ባህሪ ደቂ-ሰባትን እዩ።

ወዲ ሰብ ረሳዒ፡ ምናልባት'ውን ጠላሚ፡ ምኳኑ ሓደ ካብ ዝዓበዩ ንኽብርታት ዝፈታተኑ ባህርያቱ እዩ።

ካብ ኩናት ናብ ልምዓት ክትሰግር ስሙ ምቁር ኣብ ባይታ ግን ከቢድ ፈተነ እዩ። ህይወትካ ረሲዕካ ልምዓት ሃገር ኩተቐድም፡ ኣብዛ ንዓይ ይጥዓመኒ መለለዪኣ ዓለም ቀሊል ብድሆ ኣይኮነን። ግን እቲ ድምር ዝተሃንጸ ክብሪ 'ንሃገረይ ምባል' ዓዚዙ ግድን ክትውፈ ትመርጽ። ህይወት ኩሉ ግዜ ብኽልተ ተጻረርቲ ተርእዮታት ዝተመልአት እያ፡ ውፉይ ኣሎ፡ ሃካይ ኣሎ፡ ጅግና ኣሎ፡ ፈራሕ ከኣ ኣሎ፡ ንዓይ ዝብል ኣሎ፡ ንህዝበይ በሃላይ ኣሎ፡ ወዘተ፡ ወዘተ። እዞም ተርእዮታት ብግብሪ ጥራይ ዝግለጹን ዝረጋገጹን እዮም። ምኽንያቱ፡ ጅግና ክመስለካ ዝጸንሐ ኣብ ግብራዊ ፈተነ ፈራሕ ኮይኑ ክጸንሕ ስለዝኽእል። ኣብ ገሊኡ ኸኣ ብእልቢ ቓላት ሃገርን ሃገራዊ ፍቕርን ክምድር ዝረኣኻዮ ብውልቃዊ ረብሓታት ተገቢኡ ይጸንሓካ። ስለዚ፡ እቲ ክብሪ እቲ ግብሪ እዩ።

ንዝኾነ ሰብ ካብቶም ክልተ ተጻረርቲ ተርእዮታት ኣየናይ ትመርጽ ኢልካ ምስ እትሓቶ፡ ብዘይቀልዓለም 'ውፉይ፡ ጅግና. . .' እዩ ዝብል። ኣብዚ እዋን ብቓል ክንደይ ጀጋኑ ዘይረኣና፡ ታሪኽና ግን ብዙሓት ግብራውያን ጀጋኑ እዩ ዝነግረና - ንራህዋ ህዝቦም ዝተቓለሱ፡ መስዋእቲ ዝመረጹ ኣሽሓት ጀጋኑ ኢና እንፈልጥ፡ ክንሰሚ'ውን እንኽእል። ኣቡቲ መሪር እዋን ዘመነ-ቓልሲ ብግንባሩ ዝውቃዕ ብጻዮም ራሕሪሖም ዝሃደሙ ኣይነበሩን ክንብል ኣይንኽእልን ኢና። ኣብ ከምቲ ዝበለ እዋን እቶም ንሃገራዊ ቃልሲ ህዝቦም ዝተወፈዩ "ካብ ኣሰር ከድዓት፡ ኣሰር ስውኣት" ኢሎም ጨሪሖም። ክድዓትን መስዋእትን ክልተ ተርእዮታት እዮም። እቲ ንመስዋእቲ ሃገሩን ህዝቡን ኣብ ቅድሚት ዝስራዕ ድማ ወትሩ ተዓዋቲ እዩ። ሓላፍነት ናይቲ መንእሰይ ወለዶ ድማ ነዚ መስመር 'ተወፋይነት' ምዕቃብን ምክልኻልን እዩ። ብመስዋእቱ፡ መስዋእቲ ወለዱ፡ ብጾቱ. . . ዝተሃንጸ ክብረት ከቢሩ ክኸብር እቲ መንእሰይ ብግብርን ኣብ ባይታን ነውርታት ክኣሊ ኣለዎ።

'ቀደም'ኳ ከምዚ እዩ ነይሩ. . .' እትብል ናይ ትምክሕቲ ትመሰል ኣበሃህላ፡ ንሎምን ብድሆታታን እተጓኒ ኮይኑ ስለዝስምዓኒ ብዙሕ ኣይፈትዋን እየ - ድሮ'ኳ ንሕና'ውን (ኣብ ሰላሳታት እንርከብ) 'ቀደም' ክንብል ጀሚርና ኣለና። 'ቀደም' ክንብል ከለና ንዝተፈላለዩ መድረኻት ስለዝውክልን፡ ኩሉ መድረኽ ድማ ናቱ ድኽመታት ስለዘለዎን ከነወዳድር ወይ ሎሚ ልክዕ ከም ዓሚ ክንከውን ኣይንኽእልን ኢና። እዚ ማለት ድማ ብሓደ ወገን ንሕይል ብኻልእ ድማ ንደክም። ወዲ-ሰብ ኣብታ ሓጺር ዕድመኡ ኣብ ውሽጢ ዓመት ብዙሕ ለውጢ እዩ ዘርኢ። ለውጢ እንተዘይኣርእዩ ድማ ልኢሙ ኣሎ ማለት እዩ - እቲ ምኽንያት ንጹር ክኸውን ይኽእል ወይ ብመጽናዕቲ ክብጻሕ ይከኣል። ኣብ ሓደ ሃገር ወይ ሕብረተሰብ ብሓፈሻ ግን ዓመት ነዊሕ ናይ ለውጢ እዋን ኣይኮነን፡ ለውጢ ኣቡቲ ዓቢ ዓንኬል ዘገምታዊ ስለዝኾነ። 'እንታይ እዋን!' ዘብሉኻ ዝብረዙ ዘለዉ ክብርታት ግን ትርኢ ኢኻ። እቲ መንእሰይ ድማ ኣብዚኣቶም እዩ ዝያዳ ኣድህቦ ክገብር ዘለዎ። ስለምንታይ ደረቱ ዝሓለፈ ስግረዶብ? ስለምንታይ ደረቱ ዝሓለፈ ተጸባዪ ናይ ደገ ገንዘብ? ስለምንታይ ብኣቋራጭ ክትህብትም ምድላይ?. . .!

ህይወት መቐረታን ክብረታን፡ ናታ ብናታ እዩ።



# ደሃይ ማሕበር

## “ውጥን ስራሕ ሃማመተኤ ኣብ መቓን ህንጸት ሃገር ኣትዩ ክሕንጸጽ ይግባእ”

### ብጻይ የማነ ገብረኣብ




ዘሎናዮ መድረኽ ሃገር ምህናጽዩ፤ ሃገርና ኤርትራ ሃኒጽናያ ክንብል እንተኾንና፡ መሬታ፡ ባህርያዊ ጸጋታታ፡ጆግራፍያዊ ካርታኣ፡ ባሕራን ክሊ ኣየራን ምሉእ ውሕስነት ክንፈጥረላ እንተ ኸኢልና ስለዝኾነ፡ ሕብረተሰብ ብሓፈሻ መንእሰያት ድማ ብፍላይ መስርሕ ምህናጽ ሃገር ዝጠልቦ ስነ-ኣእምሮኣዊ ተቐባልነት ክማዕብሉ ከም ዝግባእ ሓላፊ ፖለቲካዊ ጉዳያት ህግደፍ ብጻይ የማነ ገብረኣብ ገሊጹ። ብጻይ የማነ ነዚ ዝገለጸ ሃማመተኤ ሸሞንተ ወርሓዊ ገምጋም ስርሑ፡ ካብ 4-7 መስከረም ኣብ እምባትካላ ቀጽሪ ማእከል ትካላዊ ብቕዓት ኤርትራ ኣብ ዘካየዶ ኣኼባ ኹይኑ፡ ማሕበር ኣብ ውጥናቱ ኣስፊሩ ብኣተኩሮ ክሰርሓሉ'ም ብዛዕባ ዘለዎ መርሓ ስራሕ ንምሃብ፡ ንሓለፍቲ ማሕበር ኣብ ዘካየዶ ሰሚናርዩ።

ብጻይ የማነ፡ ብኸሉ ዓቕምናን ኣተሓሳስባታትናን ሃገር ክይንሃንጽ ዝኾኑና ተጻብኦቲ ከም ዘለዉ ጠቒሱ፡ ነቲ ብብዙሕ መልክዓት ዝገጥመና ዘሎ ተጻብኦታት እናመከትና፡ ስልጡን ባህሊ፡ ገስጋሲ ቁጠባ፡ ርጉእ ፖለቲካ፡ ምዕሩይ ዝርግሐ ዘለዎ ማሕበራዊ ለውጢ ንምምጻእን ንምውሓስን ኣብ ዝካየድ ዘሎ መስርሕ ህንጸት ሃገር፡ መንእሰያት ክጻወትዎ ብዛዕባ ዘለዎም ተራ ብዝርዝር ኣብሪሁ።

ኤርትራ ድኻ ሃገር ትኹንምበር፡ ብዙሕ ባህርያዊ ጸጋታት ዘለዋ ሃገር ከኣ'ያ ዝበለ ብጻይ የማነ፡ ናይ ህዝባ ጠለባት እተማልእ ሃገር ንምግባራ፡ ቀዳምነት ተዋሂብዎ ክሰርሓሉ ዘለዎ መስርሕ ህንጸት ሃገር ብምዃኑ፡ ውጥን ስራሕ ሃማመተኤ'ውን ኣብ መቓን ህንጸት ሃገር ኣትዩ ክሕንጸጽ ከም ዝግባእ ኣረዲኡ። ብጻይ የማነ ገብረኣብ ኣስዒቡ፡ ሃማመተኤ ንጥፈታቱ ኣቖርጥዩ ኣብ ዓይነታዊ ረብሓ መንእሰያት ከተኩርን፡ ናይ'ቶም ክትግብሮም ዝወጥኖም ስርሓት ብደረጃታት ክሰርዖም ከም ዝግባእ ኣብነታት እናጠቐሰ ኣብሪሁ። ኣብ ተመሃሮ 2ይ ደረጃ ዝወጥኖ መደባት ስራሕ ዝበዝሐ ሚእታዊት ክሕዝ ከም ዝግባእ ድማ ኣስሚሩሉ።



ብጻይ የማነ ኣብ መወዳእታ፡ ኣብ ጉዳይ ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ ስርዓተ-ትምህርትን ሞያዊ ስልጠናን ኣመልኪቱ ብዛዕባ ተታሒዙ ዘሎ መደባትን ኣገባብ ኣተገባብርኡን መብርሂ ድሕሪ ምሃቡ፡ ንዝቐረበሉ ሕቶታት መልሱን ርእይቶታት ሰሚዑን።

***

ማሕበር ንንጥፈታቱ ብውድዓዊ ኣገባብ ናይ ምግምጋም ልምዲ ክሰርሓሉ ዝጸንሐ ባህሊ ኮይኑ፡ መደባት ስራሕ ብብደረጃኡ ብተሳታፍነት ዝምልከቶም ወገናት ይውጥንን፡ ውጥንን ትግበረን ብምንጽጻር ድማ ንመጻኢ ተሞክሮን ድሪኺትን ብዘፈጥር ኣገባብ ይግምግም።

ድሕሪ ሰሚናር ብጻይ የማነ ገብረኣብ፡ ማሕበር ኣብ ዝሓለፈ ሸሞንተ ወርሒ ኣብ መንእሰያትን ተመሃሮን ናይ ዘሰላሰሎም ንጥፈታት ገምጋማዊ ጸብጻብ ስራሕ

ብሓለፍቲ ዞባታትን ክፍልታትን ብዝርዝር ቀሪቡ።

ብሕልፊ ኣቦ-ወንበር ኣብ ነፍሲወከፍ ብሓላፊ ዞባ ዝቐረበ ገምጋማዊ ጸብጻብ ስራሕ፡ ብኸፍሊ ምክትታል ዞባታት ማእከላይ ቤት ጽሕፈት፡ ኣብ ንዞባታት ወረዳ ናይ ዘካየዶም ምክትታልን ምቁጽጻርን ውጽኢት፡ ብልጫታትን ድኽመታትን ብምዝርዛር፡ ኣብ ኩሎም ቅርጽታት ውዳበን ዝርጋሐን ማሕበር ዘሎ ገምጋማዊ ጸብጻብ ብሰፊሑ ቀሪቡ። ኣብ ዝቐረበ ጸብጻብ ብተወሳኺ፡ ኣብ ዝሓለፈ ክራማት መባእታዊ ስልጠና ካድር (ሲቪካዊ ትምህርቲ) ክወስዱ ካብ ኩለን ንዞባታት ኣብ ዝመጹ መንእሰያት ዝተኻየደ መጽናዕታዊ ውጽኢት'ውን ተሰኒዱ ስለዝቐረበ፡ ነፍሲወከፍ ዞባ ይኹን ንዞባ ብልጫታቱን ድኽመታትን ብንጹር ከለሊ ብዘኽእል ኣገባብ ቀሪቡ። ተሳተፍቲ ኣኼብ ኣቦ'ቲ ብኸፍሊ ምክትታል ዞባታት ዝቐረበ ክፉትን ግሉጽን ገምጋም ስራሕ ንልክዕኑት ናይ'ቲ ኣብ ባይታ ዘሎ ዘንጸባርቕ ብምንባሩ ዕግበቶም ገሊጾም።

ስዒቡ ጸብጻብ ኮሚቴ 6ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት፡ ብኣቦ-መንበር ኮሚቴ ብጻይ ኣዘዚ በረኸትኣብ'ዩ ቀሪቡ። ኣቦ'ቲ ዝቐረበ ሰፊሕ ጸብጻብ፡ 6ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ብቐንዱ ዓቢ ሃገራዊ ውራይ ብምንባሩ፡ ተሳትፎን ኣበርክቶን ኣካላት መንግስቲ፡ ግንባርን ብሕታዊ ትካላትን ማሕበራትን ዘይተፈልየ ምንባሩን፡ ውዳቡ፡ ውህደትን ተሳታፍነትን ዘስመረ ዕዉት ጽንብል ምኽያዱን ነጺሩ።



ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ኣብ ነፍሲወከፍ ክልተ ዓመት ብምውህሃድ ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራን ማእከል ስልጠናን ትምህርትን ሳዋን ዝካየድ ኮይኑ፡ ነዚ ን6ይ ግዜኡ ዝተኻየደ ፌስቲቫል ብድምቀት ንምብዓል፡ ካብ ክልተኡ ወገን ዝቘመት ኮሚቴ ቀጻሊ ርክባትን ኣኼባታትን ተካይድ ምንባራ፡ ድሕሪ ምዝዛም ፌስቲቫል'ውን ብብደረጃኡ ገምጋማት ምኽያዳን ንዝተራእዩ ነኣሽቱ ሕጽረታትን ድኻማትን ብዕምቈት ብምዝታይ ኣብ ቀጻሊ ኣቓልቦ ክግበረሎም ኣብ ዘለዎ ነጥብታት ብዕምቈት ከም ዝተዘተየሉን ኣብ ዝቐረበ ጽማቝ ጸብጻብ ስራሕ ተገሊጹ።

ከም ኣካል ናይ'ዚ ንኣርባዕተ መዓልታት ዝቐጸለ 8 ወርሓዊ ገምጋማዊ ኣኼብ፡ ተሳተፍቲ ኣብ ጉጅለታት ተመቒሎም ማሕበር ንረብሓን መሰላትን መንእሰያት ብዝሓየለን ብኣድማዕነት ክሰርሕ ኣብ ዘኽእልዎ ነጥብታት ብዕምቈት ድሕሪ ምክታዕን ምዝታይን ውጽኢቶም ኣብ ኣኼበኛታት ቀሪቦምን ተወሳኺ ሓሳባት ፈሲሶምን።



ድሕሪ ጉጅለኣዊ ክትዕ፡ ብሓላፊ ማእከላይ ቤት ጽሕፈት ሃማመተኤ ብጻይ ዑቕባይ በርሀ፡ ብዘሎ ዓቕሚ ሰብን መሳለጥያን ኣድማዕን ብውጽኢት ዝዕቀንን ንጥፈታት ንምኽያድ ዝሕግዝ ወረቐት ቀሪቡ። ኣቦ'ቲ ዝቐረበ ወረቐት፡ ኣቦ'ቶም ማሕበር ብኣተኩሮ ክሰርሓሎም ዝውጥኖም መደባት ኣብ ባይታ ብኸመይ ኣገባብ ጸለውትን ኣድማዕትን ንገብሮም? ዝተወጠነ ተተግቢሩ ክንብል እንተኺንናኸ ብጭቡጥ እንታይ ኢና ንብል ዘሎና? ንዝብሉ ሕቶታት፡ ኣብ ገምጋማት ንዝተንጸባረቑ ገለ ሕጽረታት ብኣብነት ኣሰኒዱ ስለዝቐረበ፡ ንኽፉትን ርሱንን ክትዕን ዘተን መድረኽ ዝኸፈተ ነይሩ።

ኣብ መዛዘሚ ኣኼብ ኣቦ-መንበር ሃማመተኤ ብጻይ ሳልሕ ኣሕመዲን፡ ዓይነታውያን መንእሰያት ኣብ ምህናጽን ብቑዓት ሓላፍነታውያን ካድራት ኣብ ምምልማልን ክካየድ ዝጸንሐ ንጥፈታት ብዝሓየለ ክድፋኣሉ፡ ኣብ ምስልጣንን ምክትታልን ሕመረታት ካድራትን ኣካየድቲ ኣካልን ኣብ ኣብያተ-ትምህርቲ 2ይ ደረጃ፡ ኮለጃትን ቤት ትምህርቲ ዋርሳይ ይከኣሎን ምስ ምጅማር ሓድሽ ዓመተ-ትምህርቲ 2014/15 ብኣጋ ክስረሓሉ ከም ዝግባእ ገሊጹ።

ብጻይ ሳልሕ ኣስዒቡ፡ ኣብ ዝተኻየደ ናይ ኣርባዕተ መዓልቲ ገምጋማዊ ጸብጻብ ስራሕ፡ ማሕበር ሓያልን ድኽምን ጎኑ ብዝግባእ ከለሊ ክኢሉ ስለዘሎ፡ ውዳቤኡ ኣሐይሉ ኣብ ምንቃሕ ምውዳብን ምዕጣቕን መንእሰያትን ተመሃሮን ብዝሓየለ ኣድማዕነት ክሰርሕ ምዃኑ ኣረጋጊጹ።

# ሲቪካዊ ትምህርቲ
# መኣዲ ንቕሓትን ሓድነትን

ለይላ ኻልድ

ኣብዚ እዋንዚ ኣህዛብ ዓለም ካብ ዝኾኑ ካልእ እዋን ንላዕሊ ብባህሊ፡ ፖለቲካን ማሕበራዊ መዳያትን ተኣሳሲሩ ይርከብ። ቅርበትን ርቀትን ቴክኖሎጂያዊ መሳርሒታት እዚ ዘመን ብሓደ ወገን፡ ፍልልይ ፖለቲካውን ቁጠባውን ረብሓታት ድማ በቲ ኻልእ ኣብ ግምት ብምእታው፡ ንህዝብታት ብፍላይ ድማ ንመንእሰያት ምጽላው ኣዝዩ ዝቐለለ ኰይኑ ኣሎ። ካብ ዝደቐቑ ናይ ፍርያት መወዓውዒታት ክሳብ ዝዓበዩ ፖለቲካዊ ኣጀንዳታት ስኡ-ሓሳባትን ንምስራጽ ኣብ ዝካየድ ስወር ክርፍስ ድማ ስኡ-ኣእምሮኣዊ ወራር እቲ ዝዓበየ ስልቲ ኰይኑ የገልግል ኣሎ። ሃገራት ብቐጥታ ይኹን ብተዘዋዋሪ ማላዊ ሃብተንን ቀጻልነት ህላወአንን ዘውሕሳሉ መንገዲ፡ ምህላው ሰብኣዊ ርእሰ-ማልዩ። እዚ ስለዝኾነ ድማ ኣብ ፖሊሲ ዝበዝሓ ሃገራት ወፍሪ ትምህርቲ ወይ ምምዕባል ዓቕሚ-ሰብ ብቐዳምነቱ ልዕሊ ኩሎም ወፍርታት ይስራዕ። እዚ ይኹን ደኣ'ምበር ባህልን መንነትን ዝብርዙ፡ ዓያይነትን ኣፍራይነትን ዘዳኽሙ፡ ንሓይሊ ሓድነት ነዝኒዞም ውልቃውነት ዘብቁሉ ረቐቕቲ ሓይልታት ኣብ ዝተፍኣሉ ዘለዉ እዋን፡ ኣካዳምያዊ ፍልጠትን ሞያዊ ትምህርትን ንበይኑ ኣኻሊ ኣይኮነን። ጥምረትካ ዓቒብካ ጥሙርን ዕውትን ዕዮ ከተሰላስል'ውን እንተኾነ ኣዝዩ ኣጸጋሚ እዩ። ኣብ ከምዚ ህሞት እምበኣር፡ ኩሉ መዳያዊ ብቕዓት ዝዓጠቐ መንእሰይ ምምልማል ዘየወላውል ኣገዳሲ መድረኻዊ ሕቶ እዩ።

ብቕዓት መንእሰያት ብብዙሕ መዳይ ክግለጽ ዝኽእል ሰፊሕ ኣምር እዩ። ሓደ ካብቶም መሰረታውያን ኣዕኑድ ማእከል ብቕዓት ድማ ኣእምሮኣዊ ብስለት ወይ ንቕሓት እዩ። ንቕሓት ንውድዓዊ ጠመተ፡ መረዳእታን ግንዛበን ኣብ ብዙሕ ዓውድታት ዝውክል'ዩ። ንቕሓት ዋላ'ኳ ብዙሕ ዝኣንፉን ዝመዐቀኒኡን እንተኾነ፡ እቲ ልዕሊ ኩሉ ዝስራዕ ግን ሃገራዊ ንቕሓት'ዩ። መንእሰያት ዜጋታት ብታሪኾምን መንነቶምን ዝሕበኑ ብኹነታት ዘይግዝእ ፍቕሪ ርስትን ህዝብን ውዒሉ ዝሓደሮም ክኾኑ ይግባእ። ኣብ ርእስ'ዚ መንእሰያት ፖለቲካዊ ንቕሓት ምስዘውንኑ፡ ንዓለማዊ ፖለቲካዊ ስኡ-ሓሳብ ከገናዝቡን ንኣሉታዊ ጽልዋታት ዓውለማን ዘመናውነትን ድማ ክርድኡን ክብደሁን የኽእሎም። ብተወሳኺ እቲ ውርሻ ናይ ምቕባልን ናይ ምስግጋርን ሓላፍነት ዘለዎ ንኣሉ ወለዶ፡ ምስ'ቲ ብማሕበራዊ ንቕሓት ዝግለጽ ክብርታት ሕብረተሰቡ ምስ ዝተኣሳሰር፡ ንባህልን ኣካይዳን ሕብረተሰቡ ዘኽብር፡ ብስኡ-ምግባርን ፍትወት ስራሕን ዝኣመሰሉ ክብርታት ድማ ዝተሃንጸን ይኸውን። እዝን ኩሉ ኣንፈታዊ ግንዛበን ዝማልኡ ብሱላት መንእሰያት ምፍራይ እምበኣር ይጽናሓለይ ዘየድልዮ ሃገራዊ ዕማም እዩ።

ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ ብወገኑ ንቕሓት መንጸፍ ኩሎም ትልምታትን መፍትሕ ኩሎም ብድሆታትን ምዃኑ ኣሚኑ፡ ብኹለንትናኡ ብቑዕን ንቑሕን ወለዶ ንምፍራይ ክሰርሕጸኒሑን ኣሎን። ከም መስርሕ ናይ'ዚ ድማ ሓደ ካብ'ቶም ኣተኩሮ ሂቡ ዝሰርሓሎም ዕማማቱ፡ እቲ ዓመታዊ ብስሩዕ ዝወሃብ ሲቪካዊ ትምህርቲ እዩ። እቲ ትምህርቲ ካብ ዓመተ 2005 ኣትሒዙ ብቐጻሊ ብስሩዕ ካሪክለም ክወሃብ ጸኒሑ ኣሎ። እቲ ብውዱብ መንገዲ ዝወሃብ ስርዓተ ትምህርቲ ንብዙሓት ዓውድታት ፍልጠት ማለት ንማሕበራዊ ፖለቲካውን ኢቲካውን ዛዕባታት ዘካትት ኮይኑ ብደረጃ ሰልጠንቲ ዝተዳለወ እዩ። እቲ ስልጠና ኣብ እዋናዊ ጉዳያት ብዘተኩሩ ሰሚናራት፡ ኣስተምህሮ፡ ሓባራዊ ዘተ፡ ስፖርታዊ ውድድራት፡ ባህላዊ ምርኢታትን ካልእ ንጥፈታትን ተሰንዩ ዝወሃብ ብምዃኑ፡ ዓቢ ናይ ተመኩሮ መኣዲ ኮይኑ ጸኒሑ ኣሎ። ብመሰረት ዕላማታት'ቲ መደብ በዚ ዝሓለፉ መንእሰያት ኣብ ኤርትራዊ ክውንነትን ውድዓዊ ሓቅታትን ዝምርኰስ ራኢይ ዘለዎም፡ ኣብ ሓቅን ፍትሓውነትን ዝኣምኑ፡ ወፋያት፡ ምቕሉላት፡ ሰብኣውያን፡ ሚዛናውያን፡ ተጻወርቲ፡ መሃዝቲ፡ ዕጉሳት፡ ኣብ ናይ ሓባር ስራሕ ዝኣምኑ፡ ትብዓትን ርእሰ-ተኣማንነትን ዝመለለይኦም፡ ተበግሶ ዝወስዱን፡ ኣብ ከባቢኦም ድማ ብኣብነት





ዝጥቀሱን ክኾኑ ትጽቢት ይንበረሎም። ክሳብ ሕጂ ድማ ኣብ'ዚ መደብ'ዚ ልዕሊ 4000 ዝኣኽሉ መንእሰያት ብተመሳሳሊ መንገዲ ከም ዝሰልጠኑ ሰነዳት ክፍሊ ምርምርን ምምዕባልን ዓቕሚ-ሰብን ሃማመተኤ ይሕብሩ።

ከም መቐጸልታ ናይ'ዚ ድማ ኣብ ዝሓለፈ ቅንያት ማለት ካብ 31 ሓምለ ኣትሒዙ ክሳብ 10 ነሓሰ ኣብ ኢንስቲትዩት ቴክኖሎጂ ኤርትራ ማይ ነፍሒ ንልዕሊ ሓደ ሽሕ ዝኣኽሉ መንእሰያት ትምህርቲ ሲቪክስ ተዋሂቡ። እቶም ሰልጠንቲ ካብ ኩለን ንኡሳን ዞባታት ሃገርና ዝተዋጽኡ ንኽልቲኡ ጾታን ኩለን ብሄራትን ዝውክሉ፡ ኣቐዲሞም ኣብ ክለባትን ውዳበታት ሕመረትን ክስጥፉ ዝጸንሒ ሕሩያት ተመሃሮ ኣብያተ ትምህርቲ 2ይ ደረጃ እዮም። እቲ ስልጠና ኣስታት 650 ኣባላት 15 ዞርያን ከምኡ'ውን ከባቢ 370 ኣብ ዝሓለፈ ክረምቲ ዝሰልጠኑ ኣባላት 14 ዞርያን ዘሳተፈ እዩ ነይሩ። ኣብቲ ትምህርቲ ንባህሊ፡ ቁጠባ፡ ሃገራውነት፡ ሕጊ፡ ዓውለማ፡ ስነ-ልቦና፡ ስነ-ሓሳብን ካልኦትን ዘጠቓለሉ ብድምር 20 ዓውድታት ትምህርቲ ተዋሂቦም። ካልኣይ እብረ ስልጠና ዝወሰዱ ድማ ታሪኽ ህዝቢ ኤርትራ፡ ምሕደራ፡ ማሕበራዊ ለውጢ፡ ፖለቲካዊ ባህሊ ዝብሉን ካልኦትን ብድምር 8 ኣርእስታት ቀሲሞም።

ብዘይካ'ዚ ተማሃሮ ንነፍሲ-ወከፍ ዝተመሃርዎ ዓውዲ ብዘዕሙቕ፡ ኣምራት ንናይ ምግላጽ፡ ምኽታዕን ምትንታንን ዓቕሞም ድማ ብዘጉልሐን መንገዲ ብጋንታታት ተመቓቒሎም ሓባራዊ ዘተ ኣካይዶም። ኣብ ርእስ'ዚ ንዝቐሰምዎም ትምህርታት ዝድርዑን ናብ ሓባራዊ መረዳእታ ዘማእዝኑን ሰሚናራት'ውን ክፋል ናይቲ ስልጠና እዮም ኔሮም። ብኣባል ሚኒስትሪ ፍትሒ ኣቶ ሳሙኤል ገብረብርሃን ዝተዋህበ ንሕግን ሕብረተሰብን ዝምልከት ሰፊሕ ሞያዊ ሰሚናር ከምኡ'ውን ብሓለፍቲ ማሕበር ዝተዋህቡ ንኣገዳስነት እቲ ትምህርቲ ዘብርሁን ንባህሊ ንባብ ዝምልከቱ ሰሚናራት ድማ ኣካል ናይዚ እዮም። ኣብቲ ናይ ስልጠና እዋን ንምርኢት ዝቐረቡ ዶክመንታሪ ፊልምታት ንገለ ክፋል መሪር ጉዕዞ ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ ዘዘንትዉ ብምንባሮም፡ ተመሃሮ ንወርቃውያን ክብርታትን መትከላት ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራን ክላለዩ ኣኽኢሎሞም።



ትምህርቲ ሲቪክስ ኣብ ተማሃሮ ኪንዮ'ቲ ስሩዕ መደባት ትምህርቲ ዝኸይድ ዕዙዝነት ኣለዎ። ምኽንያቱ፡ ኣብ ተመሳሳሊ ክሊ ዕድመ ዝርከቡ መንእሰያት ካብ ኩሉ ኩርናዓት ሃገር ተኣኻኺቦም ብሓደ ኣብ ዝቕንዩሉ እዋን፡ ባህሊ፡ ቋንቋ፡ ልምድን መነባብሮን ሓድሕድ ዝላለይሉን፡ ሕብረ-ብዙሕነቶም ዘስተማቕሩሉን ዘይርሳዕ ጦብላሕታ ዝገድፈሎም ኣጋጣሚ እዩ። ኣብ መንጎኦም ዝፈጥርዎ ሌላ፡ ስኒት፡ ነባሪ ምሕዝነትን ምትእስሳርን ድማ ምስቲ ብሓባር ዝወሰድዎ ትምህርትን ተመኩሮን ተወሃሂዱ ንሃገራዊ ሓድነቶምን ስጥመቶምን ዘደልድል'ዩ።

ኣገዳስነትን ረብሓን ሲቪካዊ ትምህርቲ ብቐሊል ዘይርኣ ከም ምኳኑ መጠን፡ ኣብ ቀጻሊ እቲ ስልጠና ዝያዳ ኣድማዒ ንምግባሩ ተወሳኺ ኣደንህቦ ተዋሂብዎ ብዝዓሞቐን ዝቐርጠወን መንገዲ ክትሓዝ ይግባእ። ነዚ ንምኽኣል ዝሰፍሐ ዓንኬል ኣርእስታትን መቓን ግዜን ተዋሂብዎ፡ ግብራዊ ስርዓተ ትምህርቲ ኣተኣታትዩ፡ ተወሰኽቲ ኣሳተፍቲ ዝኾኑ መደባትን ንጥፈታትን ሓቝፉ፡ ልዕሊ ኩሉ ድማ ደረጅኡ ዝሓለወን እዋናውን መምሃሪ መጽሓፍ ተዳልዩሉ ክወሃብ ትጽቢት ይግበረሉ።

# ተሳትፎን ጽልዋን መንእሰያት ኤርትራ ኣብ ዞባውን ኣህጉራውን ጉዳያት

ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ፡ ኣብ'ቲ ብ15 መስከረም ኣብ ንጃሚና ጫድ ዝተኻየደ መስራቲ ጉባኤ ክንፈ መንእሰያት ባይቶ ፖለቲካውያን ሰልፍታት ኣፍሪቃ ብምስታፍ፡ ኣብ ዞባ ምብራቕ ኣፍሪቃ ናይ ምክትል ፕረሲደንት ቦታ ሒዙ።

ክንፈ መንእሰያት ባይቶ ፖለቲካውያን ሰልፍታት ኣፍሪቃ ኣካል ናይ'ቲ ኣብ መንጎ ሰልፍታት ኣፍሪቃ ሓድነት ንምድንፋዕን ብኣህጉር ደረጃ ሃናጺ ለውጢ ንምምጻእን ብዙብል ዕላማ ዝቖመ ኣብ ካርቱም ሱዳን ዝመደበሩ ባይቶ ፖለቲካውያን ሰልፍታት ኣፍሪቃ ኮይኑ፡ ኣብ'ዚ ኣብ መፋርቕ ወርሒ መስከረም ዝተቓንዐ ናይ መስራቲ ጉባኤ ኣጋጣሚ፡ ካብ ኩለን ዞባታት ኣፍሪቃ ዝተወከሉ 35 ፖለቲካውያን ሰልፍታት ክውከሉ እንከለዋ፡ ብመሰረት ቅርጺ ናይ'ቲ ውድብ ንኣርባዕተ ዞባታት ኣፍሪቃ ማለት ምብራቕ፡ ደቡብ፡ ሰሜንን ምዕራባዊን ኣፍሪቃ ዝውክሉ ኣርባዕተ ምክትል ፕረሲደንታት ክምረጹ ከለዉ፡ ጫድ ድማ ንዞባ ማእከላይ ኣፍሪቃ ብምውካል ፕረሲደንት ናይ ክንፈ መንእሰያት ኮይና።

ኣብ መዛዘሚ ናይ'ቲ ጉባኤ ብዋና ጸሓፊ ባይቶ ሰልፍታት ኣፍሪቃ ሱዳናዊ ዶ/ር ናፍዕ ዓሊ ናፍዕ ኣብ ዝቐረበ መደረ፡ ኤርትራ ነቲ ደቀንስትዮ ናይ ዘይምስታፍ ልምዲ ብምስባር ናይ ጆንደር ተሳታፍነት ብምርግጋጽ፡ ናይ መሪሕነት ቦታ ክትሕዝ ተቢግሶ ምውሳዳ ክትምስገን ከም ዝግበኣ ብፍሉይ ተሰሚሩሉ።

ክንፈ መንእሰያት ባይቶ ፖለቲካውያን ሰልፍታት ኣፍሪቃ፦

- ሓቀኛ ስምዒት ኣፍሪቃውነት ምድንፋዕ፡ እኹል ሓበሬታ ብዛዕባ ማሕበራዊ፡ ቁጠባዊ፡ ፖለቲካዊን ባህላውን ኩነታትን ዓቕምን ናይዛ ኣህጉር ምዝርጋሕ።
- ኣብ መንጎ ዝተፈላለያ ኣፍሪቃውያን ማሕበር መንእሰያት ውህደት ምፍጣር፡ ምልውዋጥ ናይ ተሞክሮን ሓሳባትን ምክያድ።
- ንኣህጉረ ኣፍሪቃን ህዝባን ዘድሊ ምዕባለ ንምብጻሕ ንመንእሰያት ኣፍሪቃ ብሞያን ክእለትን ምዕባይ፡ ፖለቲካዊ ኣፍልጦኦም ምድንፋዕ።
- ብዛዕባ ምዕባለን ባህልን ዝርርብ ብምክያድ ምስ ዝተፈላለያ ኣብ መላእ ዓለም ዝርከባ ናይ መንእሰያት ትካላት ጽቡቕ ዝምድና ምምስራት ወዘተ

ዝኣመሰሉ መሰረታውያን ዕላማታት ብምትግባር ንምሕያል ባይቶ ሰልፍታት ኣፍሪቃ ዝቖመ ኣካል'ዩ።

ብተመሳሳሊ ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ ኣብ ዝተፈላለያ ዞባውያንን ኣህጉራውያንን ውድባትን ማሕበራትን ዝጸንሖ ተሳትፎ ብምዕቃብ ጽልዋታቱ ንምዕባይ ብዙሓየለ ይቕጽል ምህላዉ ተገሊጹ። ከም ኣካል ናይ'ዚ፡ ማሕበር ኣብ ውድብ መንእሰያት መላእ ኣፍሪቃ (Pan African Youth Union) ካብ 2011 ብደረጃ ምክትል ፕረሲደንት ዞባ ቀርኒ ኣፍሪቃን ህንጻዊ ውቅያኖስን ዘለዎ ደረጃ ከምኡ'ውን ኣብ ፌደረሽን ደሞክራሲያውያን መንእሰያት ዓለም (World Federation of Democratic Youth) ከም ኣባል ፈጻሚ ሽማግለን ኣወሃሃዲ ዞባ ምብራቕ ኣፍሪቃን ዘለዎ ቦታ ዓቂቡ ይቕጽል ኣሎ።

ብዘይካ'ዚ ማሕበር ኣብ ክልተኣዊ ዝምድናታት ምስ ብዙሓት ማሕበራት መንእሰያት ዞባናን ዓለምን ኣብ ምድንፋዕ ሓባራዊ መረዳእታ ይነጥፍ ምህላዉን፡ ኣብ ዓመተ 2014 ብደረጃ ኣህጉር ኣብ ዝተኣንገደ ዋዕላ መንእሰያት ዓለም 2014 ስሪላንካ፡ ዋዕላ መንእሰያት ኣፍሪቃን ኣውሮጳን በልጁም፡ 2ይ ርክብ መንእሰያት ማይ ኩዖ ኒል ግብጺን ካልኦት 12 ዞባውያንን ኣህጉራውያንን ዋዕላታትን ርክባትን ብምስታፍ ድምጺ መንእሰያት ኤርትራ ኣብ ምውካልን ቅኑዕ ምስሊ ሃገር ኣብ ምንጽብራቕን ይነጥፍ ምህላዉ ተገሊጹ።

ምስ እዚ ብዝተኣሳሰር ማሕበር ምስ ዝተፈላለያ ውድባትን ማሕበራትን መንእሰያት ንሓባራዊ ስርሓት ማሕበርን እተን ውድባትን ዘንቅልን ዘደንፍዕን ፕሮቶኮላዊ ስምምዓት ከም ዝፈረመ






# “መን ክፈልጠልካ ኢኻ ክንድ’ዚ ትሃልኽ?”

*ኤርምያስ ሰለሞን*

ኣቱም መንእሰያት ንመን ኢልና ዲና ንሰርሕ? ሰብ ክሕጐሰልና፡ ‘ንፉዓት’ ወይ ‘ኣገናዕ’ ንኽንብሃል ዲና ምሒር እንሃልኽ? ከምኡ እንተ’ኾንና ንጋገ ኣለና። ድኻም ውዒልካ ‘ዓም’ኻ’ እንተ ተሓጐሱ ደቂስካ ትሓድር፡ ብስራሕካ እንተዘይዓገቡ ድማ ድቃስ ትስእን እንተ’ኾንካ፡ ገና ትርጉም ስራሕ ኣይተረድኣካን ማለት’ዩ። ሓቂ’ዩ፡ ዕግበት ኣስራሒ’ኻ ብገለ መዳዩ መዐቀኒ ስራሕካ እዩ። ካብኡ ሓሊፉ ግና እቲ እንኮ መገምገሚ ብ’ቕዓትካ ክ’ኸውን ኣይግባእን። ምኽንያቱ ከምኡ እንተ’ኾይኑ፡ ትጽቢት ኣስራሒ’ኻ ደኣ’ምበር ባህጊ ውሽጥ’ኻ ኣይኰንካን እተስምር።

ዝ’ኾነ ዓይነት ስራሕ ቀንዲ ዋና ኣሎዎ። ቀንዲ ዋና ናይ ዝ’ኾነ ዓይነት ስራሕ ድማ ንስ’ኻ ኢ’ኻ። ‘መደብ ስራሕካ እዚ እዩ’ ተባሂልካ ምስ ተዋሃብካ ኃይታ ስራሕካ ባዕል’ኻ ኢ’ኻ። ኣዛዚ’ኻ ድማ ሕልና’ኻ እዩ። ብመሰረት ዝተዋህበካ መምርሒ ክትሰርሕ ምኽኣል ኣካል ዲሲፕሊን ስራሕ እዩ። ካብኡ ሓሊፉ ግና ክትዓምሞ እተወሃበካ ዕዮ፡ ብግቡእን ጽፉፍን መገዲ ምስራሕ ልዕሊ ዝ’ኾነ ነገር ንኣ’ኻ እዩ ዘርብሕ። ንስራሕ ብዓይኒ ኣስራሒ ወይ ሓላፊ ዝርኢ ሰብ ሓቀኛ ዓያዩ ኣይኰነን። ዕድል እንተ ረ’ኺቡ እውን መደናገሪ ክ’ኸውን ይ’ኽእል እዩ። ንስራሕ ከም ኣምር ዘምል’ኽ ግና ሰብ’ዩ ናይ ብሓቂ። ብሕልናኡ ዝግዛእ ሰብ፡ ሰብ’ዩ እቲ ቅኑዕ ሰብ።

***

ሞራል ዝብሃል ኣምር’ሞ ንግዚኡ ካብ ኣእምሮና ነውጽኣዮ። ጽጉም ሰብ ምሕጋዝ እንታይ ይጠቅም? ግዜ’ኻን ገንዘብካ ‘የባ’ኽን’። ኣረ ብዛዕባኡ’ኸ እንታይ ዘጨን’ቕ ኣሎካ? ንኣ’ኻ ብቐጥታ ዘየርብሓካ ነገር እንታይ ይጠ’ቕመካ? ንነገራት ብዓይኒ ቀጥታዊ ዝጭበጥ ረብሓ ጥራይ እንተ ጠሚትናዮም፡ ኣብ ሓጺር ግዜ ናብ እንስሳ ክንቅየር ን’ኽእል ኢና። ምኽንያቱ፡ ነብሪ ንሓንቲ ህጻን ኢራብ ካብ ኣዲኣ ፈልዩ ክበልዓ እንክሎ፡ ኣብ ውሽጡ ዝስምዖ ሕር’ክር’ኽ ዝብል ነገር የብሉን። ወዲ-ሰብ ግና ሕልና ዝብሃል ሓይሊ ኣብ ውሽጡ ስለ እተፈጥረሉ፡ ጽቡ’ቕ ካብ ሕማ’ቕ ንምፍላይ ኣይሽገርን እዩ። ክገብሮ ዝግባኦ እንተዘይጌሩ ወይ’ውን ክገብሮ ዘይግብኦ እንተ ጌሩ፡ ሰብ ይርኣዮ ኣይርኣዮ ብዘየገድስ፡ ኣብ ውሽጡ ጽቡ’ቕ ኣይስምዖን እዩ።

ለቢስናዮ ዘለና ክዳን፡ እነንብቦ ዘሎና መጽሔት፡ ረጊጽናዮ ዘለና መሬት፡ ኮታ ኩሉ ኣብ ከባቢና ዘሎ ን’ኽም’ችኣና እተቐረበ ነገራት ብሰባት እዩ ተሰሪሑ። ኣብ መጀመርታ እቶም ነዚ ዝሰርሑ ሰባት፡ ነዚ ምስ ፈጠሩ ሚልዮናትዶ ተ’ኸፊሎም እዮም? እስከ ‘ንሳቶም ከምኡ እንተዘይገብሩ?’ ኢልና ንሕሰብ። ህይወትና እንታይ ዓይነት ም’ኾነት። ንሕና ግና ነዚ ጸጋ’ዚ ብቐሊሉ ስለ ዝረ’ኸብናዮ፡ ከም ‘መሰልና’ ጥራይ ድማ ስለ እንርእዮ፡ ብዙሕ ዋጋ ኣይንህቦን ኢና። ግደ ሓቂ ግና፡ ከም ማና ዝነጠበና ዘይኰነስ፡ ከማና ሰባት ንዓና ንሰባት ኢሎም ዝገበርዎ እዩ። ታሪ’ኽ ብዙሓት መሃዝትን ስኡ-ጥበበኛታትን እንተ ተመልከትና፡ ኣብ ውሽጦም ዝነበረ ባህጊ ጋህዲ ንምግባር ንዓመታት ሕጊግ ክብሉ ’ኸለዉ፡ እቲ ብምህዞኦም ወይ ብጥበቦም ዝርከብ ክንዲ እምባ ዝ’ኸውን ህዝባዊ ረብሓዶ ይርኣዮም ነይሩ? ዋላስ ብጥበቦም ሚልዮናት ክግሕጡ እዮም ተመንዮም? እዚ ’ኹይኑ እቲ ግና ንዓና መዳርግቲ-ኣልቦ ረብሓ ገዲፎምልና ሓሊፎም።

“ኣቱም ሰባት ትጋጁ ኣለ’ኹም፣ መሬት እምበር ጸሓይ ኣይትዘውርን እያ።” ዝረባ ጋሊለዮ እዩ ነይሩ።

“ኣደብ ትገብር! ንባዕል’ኻ ተጸሊልካን ተበላሺ’ኻን፡ ሰባት ከይተበላሽወልና” ናይ ’ሽዑ መራሕቲ ህዝቢ ኣፈራሪሖምዎ።

“ፈቲ’ኹም ጸሊእኩም እቲ ሓቂ ንሱ እዩ!” ጋሊለዮ ኣይተጻዕደን።

“ንዚ ህዝቢ ድሮ ክትጋግዮ ጀሚርካ ስለ ዘለ’ኻ፡ ኣብ ቅድሚ ህዝቢ ቐሪብካ፡ ‘ጸሓይ እያ ትዘውር’ በል!” ተኣዚዙ።

“ኣይፋለይን!” መለሰ። ንሞት ድማ ተፈረደ። ጋሊለዮ እንታይ ረቢሑ!? ብዘይካ ስም!

ዓለም ግና ሳላ’ቲ ሓቂ፡ ኣብ ዓውዲ ስኑ-ፍልጠት ብዙሕ ከሲባ።

ርሑ’ቕ ዘ’ኸይድ’ውን የብልናን። ካብ 1940’ታት ጀሚሩ፡ ኤርትራውያን ብእተፈላለየ መልክዓት፡ “ሃገርና ሃቡና!” ክብሉ ጀሚሮም። ሰማዒ ኣይረ’ኸቡን። እቲ “ሃገርና ሃቡና!” ዝብል ቃና ነዊሕ ከም ዘየ’ኸይድን ከም ዘየዋጽእን ተራእዩ። ቅድሚ ፍርቂ ዘመን ድማ፡ “ሃገርና ብደምና ክንምጽኣ ኢና” ዝብሉ መጺኦም፣ ኣምጺኦምዋ ድማ። ሎሚ ኣገዮም ብዙሓት ካብኦም ነታ ዝተመነይዋ ሃገር ኣይረኣይዋን። ንሕና ግና ንነብራ ኣለና። “ንሳቶም እንታይ ረቢሖም?” ዝብል ሕቶ፡ ንሕና ‘ሃገርና’ ኣብ እንብላ ዓዲ ን’ኽንነብር ኣ’ኽኢሎምና ዝብል ጭቡጥ መልሲ ኣሎዎ።

***

እዚ ዕላል፡ ትርጉም ረብሓ ንምትንታን ኣይኰነን ተላዒሉ። እንታይ ደኣ ሰባት ንውልቆም ገለ ነገር ንኽህልዎም ወይ ገለ ነገር ንክረኽቡ ጥራይ ዘይኰነ፡ እንተላይ ንኽበርክቱ ግቡእ ከም ዘሎዎም ንምዝኽኻር እዩ። ምኽንያቱ፡ ሂወት እንተ ብቐጥታ ብዝርኣ እንተ ብዘይርኣ መገዲ ብምድግጋፍ እያ እትንበር። ስለዚ 'ንበይነይ' ወይ 'ንዓይ ይጥዓመኒ' ምባል፡ ጌጋ እዩ ጥራይ ዘይኰነ ዘሰጉም እውን ኣይኰነን።

ሰብ ብምሕጋዙካ ቅሳነት ትረክብ እንተ'ኳ'ኳ፡ ረብሓ ኣይኰነን ድዩ? ንስኻ ዝሰራሕካዮ ነገር፡ ሰባት ክጥቀምሉ ምርኣይ ዕግበት ኣይህብን ድዩ? ብዝኾነ እቲ ዕላል፡ ሰብ ንውልቃዊ ረብሓኡ ክሰርሕ የብሉን ማለት ከም ዘይኰነ ርዱእ እዩ። ግና ኸኣ ኣብ ገለ ነገር ተጸበይቲ ስለ ዝኾንና፡ ኣብ ገለ ነገር ድማ ወሃብቲ ክንከውን ተፈጥሮ ትግድደና ምዃና ምዝካር ኣገዳሲ እዩ።

ብሕጽር ዝበለ፡ ኣብዛ ምድሪ ብሂወት ንኽንነብርን ካብ ምቕታ ክስተማቕርን ዝገበሩና ሰባት ነይሮምን ኣለዉን። ንሕናውን ብተዛማዲ እንተስ ብመደብ እንተስ ከይተረድኣና፡ ንኻልኦት ከማና ኣብ ገለ ጉዳይ ንድግሮም ኢና። ምናልባት ኣብዛ ዓለም፡ "እንታይ ገደሰኒ!" ዝብል ኣዝዩ ጸቢብ ኣተሓሳስባ ይምዕበል ስለ ዘሎ፡ ብኣሉታ ክጸልወና ይኽእል እዩ። እዚ ግና ዓለም ንኽትምዕበል ዝሓግዝ ነገር ኣይኰነን። ዓለምሲ ብእንካን-ሃባን እያ ማዕቢላን ትምዕብል ዘላን።

ብዓይኒ ርትዓዊ እንተ ተመልኪትናዮ'ውን ከይሃበ ዝረኸበ ዋላ ሓደኳ የልቦን። ኩሉ ድማ ዓቕሙ እዩ ዘበርክት። እቲ ዓቕሙ ዘዕበየ ድማ ኣበርክቶኡ ይዛይድ። ስለዚ፡ እንተ ኸኢልና ንብዙሓት ዘገልግልን ዘዕግብን ኣበርክቶ ንግበር፡ እንተዘይከኢልና ግና ብውሑዱ ንሕልናና ዘዕግብ ስራሕ ንዕየ። ምኽንያቱ፡ ኣብዛ ምድሪ ኩሉ ሰብ ይእወድ እዩ።

ናብ ናይ ፊልማ ኣርእስትና ንመለስ። ንዕዮ ብዓይኒ ቀጥታዊ ሞሳ ማለት ንኣስራሒ ንምሕጓስ ወይ ንእለቱ ቀጥታዊ ረብሓ ንምርካብ እንተ ርኢናዮ ኣብ መወዳእታ ዝህበና ክብሪ የልቦን።



# ቋንቋ ጥቕሲ



"ንኑብስኻ ብኣዕሩኽ ደኣ'ምበር፡
ብሓጹር ኣይትከላኸለላ።" ቸክ

ሰብ ጥዑምዩ፣ ጽምዋ ሕሱምዩ። ካብ ሰብ ተኸዊልካ ምንባር ኣይከኣልን። ብሓቂውን ተመራጺ ኣይኰነን። ሰብ ብሰቡ፡ ትርግታ ልብኻ ዚሰምዕ፡ ብጓሂኻ ዚሓዝን፡ ብሓጐስካ ዚፍሳህ ምስ ዚኸውን፡ ዝያዳ ትመርጽ። ክትጐዝጐዞ ትብህግ፣ ብጻይካ ድማ ትገብሮ።

ብኣንጻሩ፡ ሓድሓደ እዋን ባህ ዘየብሉ ሰባት ትርኢ'ሞ፡ ፍጥረት ሰብ ትጸልእ፤ "ኣየ ሰብ..!" ተድምጽ። እንተኾነ፡ ብሰንኪ ገለ ውሑዳት ንኹሉ ሰብ ጸሊእካ፡ ካብ ሰባት ክትርሕቕ ኣይግባእን። ሰብ ከይቀርበካ ንብስኻ ክትግልል፡ ኣይ ናይ ጥዕይ ኣእምሮን!!

ብዙሓት ኣዕሩኽ እንተ ኣጥሪኻ፡ ጎድንኻ ርጉእ፡ ኣእምሮኻ ኸኣ ቅሱንዩ ዚኸውን። እቲ ምንታይ፡ ሓቀኛታት ኣዕሩኽ፡ ካብ ጸላእትኻ ዋልታ ኮይኖም ዚከላኸሉልካ፡ ኣብ እዋን ሽግርካ ጸግዒ ዝኾኑኻ፡ ኣብ ዘመን ራህዋኻ ድማ ንሓጐስካ ዘራጕዱ ፍጡራትዮም።

ስለዚ፡ ምኡዝ ሂወት ክተስተማቕርን መሰናኽላት ክትብድሃን፡ ንኑብስኻ መሓዙት ደኣ ፍጠረላ'ምበር፡ ካብ ሰባት ፈሪሕካ ኣብ ደልሃመት ኣይተንብራ።

"ንኑብስኻ ብኣዕሩኽ ደኣ'ምበር፡ ብሓጹር ኣይትከላኸለላ።"



## ሞያን ስራሕን

# ምምራሕን ምምሕዳርን

(Leadership & Management)

ኢንጅ. ምሉእብርሃን ሃብታይ

ንብዙሓት ካባና፡ ውሽጣዊ ኣምር ምምሕዳርን ምምራሕን ስራሕ፡ ከምኡ’ውን ኣብ መንጎ ክልቲኦም ዘሎ ፍልልይ፡ ዘይርዱእ ክኸውን ይኽእል እዩ። ሓደ ሓደ መበገሲ ሕቶታት ኣልዒልካ ምጅማር ከኣ፡ፍቱን መምሃሪ ኣገባብ እንድዩ፡ እስከ ንጀምር። ኣመሓደርቲ እንታይ ይሰርሑ? ስራሕ ምሕደራ ብኸመይ ይትግበር? ምምራሕ'ከ እንታይ ማለት እዩ? መራሕቲ’ኸ ብኸመይ ይሰርሑ? ኩሎም መራሕቲ ኣመሓደርቲ ድዮም? ድኹም መራሒ ንፋዕ ኣመሓዳሪ ይኸውን’ዶ? ንፋዕ መራሒ’ኸ ኣመሓዲሩ ክኽእሎ ናይ ግድን ድዩ?...ወዘተ ዝብል ሕቶታት ሒዝካ፡ ናብ ሰብ መጻሕፍቲ ምሁራት ወይ ከኣ ናብ’ቲ መጻሕፍቶም ገጽካ ምቕራብን ሃሰስ መሰስ ምባልን ጽቡቕ እዩ። ኣቐዲምካ ዘይተማሃርካዮም ወይ ዘይሓሰብካሎም ሕቶታት ኣማእዛኒ መብርሂ ስለዝርከቦም።

ብዛዕባ ምምራሕን ምምሕዳርን ክንሓስብ ከሎና ኣቐዲሙ ጥር ኢሉ ኣብ ኣእምሮና ዝመጽእ ነገር፡ ብዛዕባ ሃገር ክኸውን ይኽእል እዩ። እቲ ሓቂ ግን፡ ጥበባት ናይ ምምራሕን ምምሕዳርን፡ ኣብ ኩሉ ደረጃታት ዝሰርሑ ምዃኖም እዩ። ውልቀ ሰብ ዝሓሰቦ ሸቶ ንኸረክብ፡ ንነብሱ ኣብ ትሕቲ’ቲ ዝኣምነሉ እምነት ክመርሓን ከመሓድራን የድልዮ። ካብ ውልቀ ሰብ ሰጊርና ብዛዕባ ናይ ስድራ-ቤት፡ ምምራሕን ምምሕዳርን ንሓስብ። ብዛዕባ ሓደ ኮም፡ ትካል፡ ሕበረተ-ሰብ፡ ሃገር፡ ጉጅለ- ሃገራት፡ ኣህጉራት፡ ዓለም... ክንሓስብ ንኽእል ኢና። እቲ ጥበባት ናይ ምምራሕን ምምሕዳርን ኣብ ኩሉ ደረጃታት ተማሳሳሊን ዝተኣሳሰረን እዩ። ንነብሱ ብኣብነት ዘማሓድር ሰብ፡ ንስድራ-ቤቱ ከማሓድር ይኽእል። ንስድራ-ቤቱ ብግቡእ ዝኣለየ፡ ኣብ ትካላዊ ወይ ሃገራዊ ጉዳያት ከድምዕ ትጽበዮ። ኣብ ምሕደራ ናይ ሃገሩ ዘድመዐ ከኣ፡ እወንታዊ ጽልዋኡ እናዓበየ ስለዝኸይድ፡ ኣብ ኣህጉራዊን ዓለማዊን ጉዳያት ትጽቢት ክትገብረሉ ትኽእል።

ብዙሕ ሰብ፡ ብዛዕባ ምምሕዳር ከማርር ወይ ዘዝመስሎ ሓሳብ ወስ ኩብል ይስማዕ እዩ። “ምምሕዳር ወይ ምክያድ ስራሕ እንታይ እዩ?” ኢልና’ዶ ክንጅምር። ዝተፋላለዩ ናይ ኣካዳሚ መጻሕፍቲ ከምዘብርህዎ፡ ምምሕዳር ማለት፡ ኣቐዲሙ ክትግበር ንዝተወሰነ ነገር ክዉን ንምግባር እትጥቀመሉ ስነ-ፍልጠታዊ ሜላታት እዩ። ዝተቐረቡልካ ጸጋታት ኣብ መዓልኦም ኣውዒልካ፡ ናብ ዝተሓንጸጸ ሸቶ ገጽካ ምስጓም እዩ። ኣብ ምምሕዳር፡ ክትግበር ተዳልዩ ዘሎ ሸቶ ተጽንዕ፡ መተግበሪ ሕጊ ተጽንዕን ተቐውምን፡ ናይ ትግባረ ውጥን (ብግዜ፡ ብጸጋታት፡ ብውጽኢት) ተዳሉ፡ መቆጻጸሪ ሰሌዳ ሃልዩካ ኸኣ ትግባረ ውጥንካ ትከታተል፡ ምስ ሰራሕካ ገምጋምን ጸብጻብን ተዳሉ... ወዘተ ዝዓይነቱ መልስታት ንረክብ።

ንፋዓት ኣመሓደርቲ ዝበሃሉ ከመይ ዝኣመሰሉ ሰባት ምዃኖም ንኽትርዳእ፡ ነዚ ሳዕለዋይ ጽሑፍ ደጊምካ ምንባብ እኹል እዩ። ዝበዝሕ ካብኡ ኣብ ናይ ስነ-ምሕደራ መጻሕፍቲ ከም ኣካል ስነ-ፍልጠት ዝርከብ እዩ። ሰባት ንምሕደራ ንኽመልክዎ ፍሉይ ብልሒ ወይ ተኣምራታዊ ክእለት ዘይኮነስ፡ ክፉት ርእሲን ንለውጢ ክቕበል ዝኽእል ህይወት ዘለዎ ኣተሓሳስባን እኹል እዩ። ንኣብነት ንኽተማሓድር፡ ኣቐዲሙ ዝቖመ ሕግን ስርዓትን ክትክተል ከምዘሎካ እንተተማሂርካ፡ ካብ’ቲ ሕጊ ፈልከት ዘይምባል ወሳኒ ይኸውን። ምሕደራ ኣብ ትሕቲ ሕጊ ይሰርሕ። ካብ’ቲ ዝተዳለወልካ ሕጊ ብኢደ ዋኒንካ እንተወጺእካ፡ ናብ’ቲ ዝተሓልመ ሸቶ ናይ ምብጻሕ ትኽእሎታትካ ተትሕቶ ኣሎኻ ማለት እዩ። ምኽንያቱ እቲ መመሓደሪ ሕጊ፡ ምምሕዳራዊ ስራሓት ንምትግባር ዝተዳለወ፡ ኣቐዲሙ ብመራሕቲ ዝዳሎ፡ ምርምርን ትንተናን ክትዕን ዝሓለፎ፡ መምርሒ ስራሕ እዩ። ንጹር ናይ ስራሕ ሕጊ ኣብ ዘይቆመሉ፡ ምሕደራ ስራሕ ዝበሃል የለን። ብዙሕ ግዜ ሰባት ጌጋ ክፍጽሙ ዝርኣዩ ከኣ ኣብ ከም’ዚ እዮም። ሓድሽ ምህዞ ዝመሃዙ መሲልዎም፡ ካብ’ቲ ኣቐዲሙ ዝተዳለወ መስመር ይወጹ።

ንኽልቲኦም እናወዳደርና ክንርኢ ቅድሚ ምፍታንና፡ እስከ ናብ ኣምር ምምራሕ ገጽና ንስገር። ምምራሕ ማለት፡ ኣገዳሲ ክፋል ናይ ምሕደራ ኮይኑ፡ ሓደ ዝተደልየ ሸቶ ንኽትግበር ጸላዊ ተራ ምጽዋት ማለት እዩ። ከመይ ኣቢሉ ይትግበር

ከኣ፡ ዝተፋላለየ ኣገባባት ክህልዎ ይኽእል። ግድን ብቐመር ዘይከደ ትብሎ ነገር’ውን ኣይኮነን። እቲ ዝድለ ምጽላው እዩ። ኣብ’ቶም ኣብ ትግባረ ዝሳተፉ ባኢታታት ዘድሊ ቅኒት ናይ ኣተሓሳስባ ከምዝህሉ ምግባር እዩ። ስለ’ዚ ምምራሕ ማለት፡ እቲ ምምሕዳር ስራሑ ንኸሰልጦ ብድሕሪን ቅድሚን መጋረጃ ኮይኑ መንሃሪ ቀመም ዝንስንስ ክፋል ናይ ጥበብ እዩ። ኮለል ከይበልካ፡ እቲ ቀዳማይ መዐቀኒ ስራሕ ናይ ሓደ መራሒ፡ ክሳብ ክንደይ ብእምንታ ዝጸሉ ተራ ተጻዊቱ ዝብል እዩ። ንመሳርሕቱ ኣብነት ወይ ኣርኣያ ዝኾውን ሰብ፡ እንተ ብፍላጥ እንተ ብዘይፍላጥ ናይ ምምራሕ ተራ ይጻወት ኣሎ ማለት እዩ። ብሓጺር ቃላት፡ መራሒ ማለት ኣርኣያ ማለት እዩ። እግሩን ቃላቱን ዝዛመዳ፡ ውሽጡን ደጊኡን ነቲ ዝምህረሉ ዕላማ ዝመስል፡ ነቲ እቶም ሰራሕቲ ዝምርሑሉ ስነ-ሓሳብ ብኣካልን ብመንፈስን ዝውክል ሰብ፡ ጸላዊ ተራ ክጻወት ግድን እዩ።

መራሕቲ፡ ሓሳባት የፈልፍሉ፡ እቲ ምምሕዳር መኣዝኑ ከይስሕት የማእዝኑ፡ ይጸልዉ፡ ይምህሩ፡ የንቅሑ፡ ከይታኽስ የባራብሩ። ‘ኣብ መዓልታዊ ንጥፈታት ክሳብ ክንደይ ይሳተፉ?’ ምባል ካልኣዊ እዩ። ንመራሕቲ ኣብ ቦታ ፍጻመ ብቐጻሊ ምህላው ኣየልዮምን እዩ። ህላወ ናይ’ቲ ሓሳባት እዩ ዘገድሶም። መራሕቲ ናብ ቦታ ስራሕ ዝኸዱ ንኸሰርሑ ዘይኮኑስ ንኸባራብሩ እዮም እምበር፡ ብኣካላዊ ህላወኦም ንኸፍርዩ ኣይኮነን። ፍጻመ ስራሕ ከመይ ከምዘሎ ንኽዕዘቡ ዝገብርዎ ኣካላዊ ምክትታል ከኣ፡ ርእሱ ዝኸኣለ ናይ ግዜ ርሕቀትን ጥበብን ዝሓትት እዩ።

ሕመረት ስራሕ ናይ ሓደ መሪሕነት፡ እምነት እዩ። ብትእዛዝን መምርሒን ዝስራሕ፡ ኣብ ምሕደራ ኮይኑ፡ ኣብኡ’ውን ብዝተጸንዐን ሕጊ ብዝእዝዞ ኣገባብን’ዩ። ኣብ መሪሕነት ምምሃር’ዩ ዘሎ። እቲ ቀንዲ መዐቀኒ፡ እቲ ኣብ መንጎ እቶም መራሕቲን ፈጻምቲ ስራሕን ዝፍጠር ካላሚታዊ ስሕበት እዩ። እቶም ናይ ብሓቂ መራሕቲ ከኣ እናሃደዱን እናጉባዕብዑን ዘይኮኑ፡ ንዝደኸመ ሞራል እናሃቡ፡ ንዝተጋገየ ናብ መስመሩ እናምጽኡ፡ ንዝቐጸዐ ቀጺያም እናመሓሩ፡ እናመሃሩ፡ ኣብነታውያን እናኾኑ እዮም ስራሖም ዘሰላስሉ። መራሕቲ ዝበሃሉ ንኻልኦት ብምግልጋል፡ ክብረት ሂቦም ክብረት ክረኽቡ ዝኽኣሉ እዮም። እቲ ስራሕ ናይ ሽመት ወይ ናይ ስልጣን ቦታ ዘይኮነስ፡ ስነ-ሓሳብ ናይ ምትግባር መገልገሊ ባይታ እዩ። መራሒ ትብሎ ከኣ ነቲ እኩባት ሰባት ክምርሑሉ ዝሓረይዎ ሓሳብ፡ ወካሊ ተገዛኢ ወይ ኣገልጋሊ ማለት እዩ። ኣገልግሎት ምግባር ከኣ ኩሉ ሰብ ዘይረኽቦ ጸጋ ኮይኑ፡ እቶም ዘለዎም ነቶም እቲ ጸጋ ዘይረኸቡ ዝገብርዎ ዓለማዊ ገጸ በረኸት ክንብሎ ንኽእል።

ናይ ሓደ መሪሕነት ሓይሊ ብዓይነት ናይ’ቶም፡ ኣብ ውሽጣዊ ዓንኬል ዝሰርሑ ናይ ቀረባ መሳርሕቱን መማኽርቱን ይምርኮስ። እቲ ዓንኬል፡ ተማሂሮም ብዝምህሩ ሓያላት መማህራን ዝቖመ እንተኾይኑ፡ እቲ ናይ ምምራሕ ስራሕ እናዓምበበ ይኸይድ። ውጽኢቱ ከኣ ተዓጻጻፊ ኮይኑ ኣብ ቦታ ትግባረ ይንጸባረቕ። ንርእሶም ሃውቲቶም፡ ነቲ መሪሕነት ዘዘምብዑ እንተኾይኖም ከኣ፡ ሕልምታት ናይ’ቲ መሪሕነት ሕልሚ ጥራይ ኮይኖም ዝተርፉ። ኣብ ስራሕ ምምራሕ፡ ሓይሊ ዝርከብ ሓይሊ ብምሃብ እዩ። ብምውሳድ ኣይኮነን። ንኻልኦት ሓይሊን ክብረትን ክህብ ዝኽእል ከኣ ንርእሱ ዘለዎ እዩ። ዓቕሚ ዘይብሉ ሰብ፡ ካልኦት ሰባት ዓቕሚ ንኸጥርዩ ኩተባብዖም ኣይክእልን እዩ። ኣብ ውሽጢ ልቡ ትብርህ ሽምዓ ዘላቶ ሰብ፡ ንኒብሱ ኮይኑ ንሰባት ከብርህ ይኽእል። ንሱ፡ ኣብ ምምራሕ ንበሎ ኣብ ምግልጋል፡ ይርከብ።

ኣብ ምምራሕ፡ ምስሉይነት ዝበሃል ነገር ኣይሰርሕን እዩ። እቲ ሓሳብ ካብ ውሽጢ እምነት ደዩ ኣይፋሉን



ጥራሕ እዩ ዘድሊ። ንኣብነት ኣብ ስርዓተ ቁጠባ፡ ማርክሳዊ ስነ-ሓሳብ እዩ ዝምእማኣኒ፡ ዝብል መሪሕ ሓሳብ ኣሎ ንበል። ኣብ መሪሕነት ዝቖመ ኣካል፡ ሰብ ኣፍራዛን ባዴላን ኑቲ ቁጠባ ከምዝቆጻጸርዎ ክገብር ክብል፡ ከይደቀሰ ክሓድር ትጽበዮ ኢኻ። እቶም እቲ ሓሳብ ይርደኣና ኣሎ ዝብሉ ሰባት፡ ብዛዕባ ማርክስ ክምህሩ ዘይኮነስ፡ ካርል ማርክስ መን ምዃኑ ከይፈለጡ ኣብ ጉዕዞ ህይወቶም ክመስልዎ ትብህገሎም። ውሽጦምን ደጊኦምን ፈቲሽካ ፍልልይ ክትስእኑሉ። ኣይ… ኣይፋለይን፡ ኣነስ ናብ ርእሰ ማልነት ገጸይ ይዘዙ፡ ኣብ'ኡ ይሕሽኒ ዝበለ ወገን ከኣ፡ ዝሓሰረ ዝምዝመዝ ጉልበት ሰባት ዝርከበሉ ዕዳጋታት ክጣይቕን ናይ ባንኪ ሕሳባት ወረቓቕቱ ክደማምር ክውዕልን፡ ትጽበዮ ነገር እዩ። ንሱ ስለዝኾነ፡ እቲ ናብ ዝኣመንካሉ ሽቶ ዝወስድ መራሒ ስነ-ሓሳብ።

ሰባት ንውልቆም፡ ብሃነይነይታ ናይ ርእሰ-ማልነት እናተሳቐዩ፡ ናውቲ ማእቶት ዘይኮነ ዘብለጭልጭ ነገራት ብስራሕ ገዲፎም ብሽፈጥን ኣቋራጭን ክውንኑ እናሓለሙ፡ ብዛዕባ ማሕበራዊ ፍትሒ ዝበሃል ኣምር እንተዕሊሎምኻ ኣይትሰምዕን። ንገዛእ ኣሕዋቶም፡ ንመሳርሕቶም፡ ንናይ ፍቕሪ ብጾቶም፡ ከቕንኡ ለይትን መዓልትን ከይደቀሱ እናሓደሩ፡ ብኣፎም፡ "ማርክሳዊ ስነ-ሓሳብ እዩ ነዛ ዓለም ዝጠቕማ፡" እንተይሎምኻ፡ ዘረባኦም ፋይዳ ኣይርከቦን እዩ ጥራሕ ዘይኮነ፡ ክመርሑ'ውን ኣይክእሉን እዮም። እግሪን ከበሮን ነንበይኑ ስለዝስጉም። ሓቂ እንተልዝዎም ብምስራሕን ብምግልጋልን ሰብ ዘየቕንኡ። ንሕና ከም ሕብረተ-ሰብ ኣብ ገዛእ ታሪኽና፡ ሰባት ንዝኣመኑሉ ዕላማ ዋላ እቲ ዝኸበረ መስዋእቲ ከምዝኸፍሉሉ ስለዝተማሃርናን ዝኣመንናን፡ ኣብ መንጎ ምስሉይነትን ሓቂነትን ዘሎ መስመር ከዳናግረና ኣይክእልን እዩ። እቲ ቀንዲ ነገር፡ እቲ ትምረሓሉ ስነ-ሓሳብ ብርድኢት ካብ ውሽጥኻ፡ ከም'ታ ትበርህ ሽምዓ ቃልቃል እናበልካ፡ ትገብሮ'ዶ ወይስ ሰባት ንኽሕጎሱልካ ኢልካ ኢኻ ትዋሳእ እዩ። ስለ'ዚ ምስሉይነት ቀንዲ ጸላኢ መሪሕነት እዩ።

ስራሕ መሪሕነትን ምሕደራን ብኸመይ ይጣመር? ክልቲኡ ዝተኣሳሰረ ስለዝኾነ፡ ፈላሊኻ ንኽትርእዮ'ውን ከቢድ እዩ። ኣብ ጉዕዞ ህይወት ውልቀ ሰባት፡ ስድራ-ቤታት፡ ትካላት፡ ሃገራት…ወዘተ ተወሳሲቡ ይሰርሕ። ንፉዓት ኣመሓደርቲ ኮይኖም ግን ድኹማት መራሕቲ ክህልዉ ይኽእሉ'ዶ? እወ ይኽእሉ፡ ግን ኣብ ውሑድ ኣጋጣሚ። ብፍላይ እቶም ናይ ስራሕ ጉጅለ፡ ዕላማ ስራሖም ብግቡእ ዝፈልጡ እንተኾይኖም፡ ኣመሓዳሪ ደኣ እምበር መራሒ ዘይከድልዮም ይኽእል እዩ። ኣብ ከም'ኡ ኩነታት ከኣ፡ ንፉዓት ኣመሓደርቲ፡ ወደብቲ፡ ጠርነፍቲ፡ ኣካየድቲ፡ ሰባት ጥራሕ የድልዩ። እቲ ሓይሊ ስራሕ ብውሽጣዊ ንቕሓት ናይ'ቶም ብዙሓት ታሕተዎት ይኸይድ። ብዙሕ ናይ ምጽላው ዓቕሚ ዘይብሉ ሰብ፡ በቲ ናይ ምምሕዳር ክእለቱ ጥራይ ኣድማዒ ስራሕ ክሰርሕ ይኽእል። ጽቡቕ ናይ ምምሕዳር ክእለት ዘለዎ ሰብ ግን፡ ትሑት ናይ ምምሃርን ምምራሕን ክእለት ክህልዎ ዘሎ ተኽእሎ፡ ኣዝዩ ውሑድ እዩ። እንተኾነ፡ ንንቑሓት ኣባላት ትምህርቲን ስብከትን ስለዘየድልዮም ስቕ ኢልካ ናይ ምምሕዳር ስራሕካ ጥራይ ትገብረሉ ሃዋህው ይፍጠር።

ብኣንጻሩ ከኣ ሓያላት መራሕቲ ድኹማት ኣካየድቲ ስራሕ ክኾኑ ተኽእሎ ኣሎ። ሓያል ስነ-ሓሳባዊ ራኢን ቅኒትን ፈጢሮም ከብቅዑ፡ ብሰንኪ ድኹም ኣወጣጥና ስራሕን ምክትታሉን ጉጅለኦም ናብ ታሕቲ ገጹ ከንቆልቁል ይኽእል እዩ። ኑቲ ዝሓለምዎ ቅዱስ ሕልሚ ምስ በዓል መን ኮይኖም ክትግብርዎ ከምዝኽእሉ ካብ ዘይምፍላጥ፡ ናብ ድላዮም ካብ ምብጻሕ ዝቦኸሩ ሰባት ውሑዳት ኣይኮኑን። ሰብ ካብ ሰብ ብብዙሕ መለክዒታት ዝፈላለ ክሳብ ዝኾነ፡ ነብስኻ ፈሊጥካ፡ ድኻምካን ሓያል ጎድንኻን ኣለሊኻ፡ ናይ ክኢላታት ምኽሪ ወሲድካ፡ ኣብ ስራሕ ምሕደራ በቦታኻ ምሓዝ፡ ናይ ወሓላሉ እዩ።

ኣብ ቦታ ፍጻሜ ስራሕ፡ ኣካየድቲ ወይ ኣመሓደርቲ ፍሉጥ ናይ ስራሕ ሓላፍነትን ቦታን ክህልዎም ግድን እዩ። ኣካየድቲ ወይ ኣመሓደርቲ፡ ሓለፍቲ ስራሕ ስለዝኾኑ፡ ቦትኦም ብሕጊ ክንጸርን፡ ስራሖም ኩሉ ዝምልከቶ ተሳታፊ ክፈልጦን ርክባቶም ሰንሰለታዊ ክኸውንን ኣለዎ። እዚ ከኣ ኣብ ኩሎም ስነ-ፍልጠታውያን ናይ ምሕደራ መጻሕፍቲ ዝርከብ እዩ። ኣብ ናይ ምምራሕ ተራ እንተመጺእና ግን፡ ዝኾነ ሰብ ካብ ዝኾነ ኩርናዕ ናይ'ቲ ውዳበ፡ ዘለዎ ክእለት ተጠቒሙ ሃናጺ ተራ ክጻወት ይኽእል እዩ። ስራሕ መራሕቲ፡ ሰባት ንሓደ ነገር ተመሲጦም ወይ ራኢ ሃልይዎም ንኽሰርሕዎ ምግባር ክሳብ ዝኾነ ኣብ ዝኾነ ጽፍሒ ኮይኖም ክገብርዎ ይኽእሉ እዮም። ንእመኖ ኣይንእመኖ ብዘየገድስ እታ ጃልባ፡ ናብ'ቶም ኣማእዘንቲ ኣባላታ ዝሓሰብዎ ኣንፈት ገጻ እያ ትጎዓዝ። እቶም ኣካየድቲ ከኣ ንሓሳባት ናይ'ቶም ሓሰብቲ የተግብሩ። እቶም ኣካየድቲ፡ ኣካል ናይ'ቲ ስነ-ሓሳብ ክኾኑ እንተተኻኢሉ ግን ዝበለጸ እዩ።

ኣብ ቦታ ስራሕ ዘድልዩ ክእለታት ብዓይነቶም ኣብ ሰለስተ ክምቀሉ ዝከኣሉ እዮም። ሓሳባዊ (Conceptual Skills)፡ ሰባዊ (Human Skills)፡ ተክኒካዊ (Technical Skills)፡ ብምባል ይጠቓለሉ። ኣብ ላዕለዋይ ደረጃ፡ ናይ ምምሕዳር ንዝርከቡ ሰባት፡ እቲ ተክኒካዊ ክእለት ብዙሕ ኣድላዪ ኣይኮነን። ብዝያዳ ናይ ሓሳብ ፈጠራዊ ክእለት ከም'ኡ'ውን ብመጠኑ ሰባዊ ናይ ዝምድናታት ክእለት ይጥለብ። ንኣብነት፡ ኣብ ላዕለዋይ ደረጃ ጽፍሒ ናይ ምምሕዳር ዝተቐመጠ ሰብ፡ ኮምፕዩተር መሊኽዋ'ዶ ኣይመለኻን ብዙሕ ኣገዳሲ ከይከውን ይኽእል። እቲ ዘገድስ፡ 'ዝተዋህቦ ሕጊ ተኸቲሉ፡ ሰባት ኣስሪሑ፡ ዝተቐረበሉ ጸጋታት ተጠቒሙ፡ ናብ ሽቶኦም ከብጽሕ ይኽእል ድዩ ወይስ ኣይፋሉን?' ዝብል ጥራሕ እዩ። ጽቡቕ ናይ ምምሕዳር ክእለት ዘለዎ ሰብ፡ ንርእሱ ኮምፕዩተር ከይጠወቐ ንብዙሓት ናይ ኮምፕዩተር ክኢላታት ከስርሕ ይኽእል እዩ። እዚ ከም'ዚ ዓይነት ሰብ፡ "ሞያኻ እንታይ እዩ?" እንተተባህለ ኣፉ መሊኡ፡ "ምምሕዳር!" ክብል ዘሸግር ኣይኮነን። ሽቶታት ናይ ስራሑ ኣጽኒዑ ዘተግብር ክሳብ ዝኾነ፡ ደሓን'ዩ። ኣብ'ቲ ናይ ምሕደራ ጽፍሒታት ንታሕቲ ገጽና እንተወሪድና ግን፡ ዝያዳ ናብ'ቶም

ተኽኒካዊ ክእለታት ገጽና ንዘዙ፡ እቲ ሰባዊ ክኣ ብመጠኑ።

ሓደ ናይ ስራሕ ውዳብ፡ ብቑዕ ምሕደራ እንድሕሪ ስኢኑ እንታይ ይኸውን? ብቑዕ ምምራሕ እንድሕሪ ዘይሃልይዎ'ኸ እንታይ ይመስል? ምሕደራ ዝሰኣነ ትካል ዘማሓድሮ ክሳብ ዝረክብ ደው ኢሉ እዩ ዝጸንሕ። ዘማሓድሮ ምስ ረኸበ ክኣ ክባራብር ይኽእል። ከም'ዚ ሓደ ዱካን፡ ብዝኾነ ግዜያዊ ጸገማት፡ ንእብነት ብሓዘን ናይ ዋናታቱ ተዓጽዩ ዝቐኒ እሞ፡ ዋናታቱ ናብ ስራሕ ምስተዳለዉ ክኣ ከም ቀደሙ ስራሑ ዝቕጽል ጌርካ ክምሰል ይከኣል። ኣብ'ቲ ቀንዲ ኑቲ ትካል ዘንቀሳቕሶ ዝነበረ ሓሳባት፡ ምስ ግዜ ዝተቐየረ ነገር እንተዘየልዩ ንጥፈታቱ ከም ቀደሙ ክቕጽል ብዙሕ ጸገም ኣይህልዎን እዩ።

ሓደ ትካል ወይ ውዳብ ብዘይ ብቑዕ መሪሕነት ግን፡ ሕማሙ ፍልይ ዝበለ እዩ። መኣዝኖም ጠፊእዎም የማን ጸጋም ናይ ዝብሉ ጉጅለ ሰባት ወይ ማሺናት፡ ካብ ምጃን ሓሊፉ ካልእ ቃል ክርከበሉ ዝኽእል'ውን ኣይኮነን። እታ መርከብ፡ ካበይ ተበጊሳ ናበይ'ከ ትኸይድ ኣላ፡ ኣዳቒቕም ዘማእዝንዋ ሰባት እንተዘይብላ፣ ኣብ ውሽጣ፡ ጥበበኛታት ጸረብቲ ሓጺንን ጣውላን፡ ወሓላሉ ከሸንቲ፡ ቆናጁ ኣዘናጋዕቲ፡ ፈላስፋታት ቆጸርቲ ከዋኽብቲ፡ ስለዝጸዓነት ጥራይ ካብ ምጥሓል ኣይትድሕንን እያ። የግዳስ ናይ ዓለም ነገር፡ ዝተፋላለየ ጥበባት ዘለዎም ተጓዓዝቲ ዝጸዓነት መርከብ፡ ሓደ ክኢላ ተሓዝ በሶላ ክትስእን ዘሎ ተኽእሎ ክኣ ዝወሓደ እዩ።

ናይ መራሕቲ ዝዓበየ ጸገም፡ ብቐሊሉ ዘይርከቡ ምጃኖምን፡ ምስትረኽቡ ክኣ ዘይእከቡ ምጃኖምን እዩ። ምኽንያቱ መራሕቲ፡ ሓጹር ተዳልዩ ከምዘሎ እናፈለጡ ካብ'ቲ መካበብያ ሓጹር ወጺኢ ዝሓስቡ ሰባት እዮም። ኣብ በሪኽ ደይቦም ዝሪኡ እዮም። ብኸምኡ እዮም ክኣ ፈጠራዊ ጥበብ ዘማዕብሉ። እቲ ኣሰራርሓ ካብ ስኑ-ፍልጠታዊ ዝያዳ ናብ ስኑ-ጥበባዊ ስለዝዝዙ ግን፡ ካብ'ቲ ዝተዳለወ መካበብያ በብመንገዶም ይወጹ'ሞ፡ ተኣኪቦም ኣብ ተማሳሳሊ ሓሳባትን መንገዲን ክሰምሩ ከቢድ ይኸውን። በብወገኖም እቲ ንዕኦም ቅኑዕ ኮይኑ ዝተሰምዖም ሓሳባት ከስርጹ እዮም ዝጽዕሩ። ብዙሓት መራሕቲ ዝእከብሉ ጥውላ ኩተዳሉ እምበኣር ኣዝዩ ዝኸበደ እዩ። ኣብ ስራሕካ ብዙሓት ዝረዳድኡ መራሕቲ ክህልዉ'ኻ ግን ዓቢ ጸጋ እዩ።

መሪሑ፡ ምሂሩ፡ ጸልዩ፡ መራሕቲ ከፍሪ ዝኽኣለ ናይ መራሕቲ መራሒ እንተልዩ ውጽኢቱ ተዓጻጺፉ ዝኸውን። ኣብ ትሕቲ ሓደ መራሒ ክእከቡ ዝኽእሉ መራሕቲ ዘለውዎ ትካል ወይ ውዳብ ውጽኢቱ ድምር ዘይኮነስ ርባሕ እዩ። ምኽንያቱ ናይ መራሕቲ ስራሕ ብጽልዋ እንድዩ፡ ተማሳሳሊ ጽልዋታት እንተተደማሚሩ፡ ኑቲ ዲናሞ ናይ ትካል መመሊሱ እዩ ናህሪ ዝውስኹሉ። ኣብ ወውሽጦም ዝተወልዐ ሽምዓታት፡ ምስ ብጽቶም እናተዋላልዑ ዝጎዓዙ ሰባት ዘለውዎ ትካል ፈጣሪ ዝመረቐ ጥራሕ እዩ። ኣነስ ከም'ዚኣ እምበር ሓሲበ፡ ብወገንካ'ኸ ከመይ ትሪኦ፡ ኣነስ እባ ከምዚ ይመስለኒ፡ ወይለይ… ወይለይ እወ…ወ ሓቅኻ፡ እናተባሃሃልካ ዝኸይድ፡ ትካል ወይ ስድራ፡ ወይ ሕብረተ-ሰብ፡ መወዳእታኡ ዕብየትን ርግኣትን ክኸውን ኩሉ ዝጽበዮ ነገር እዩ። ኣነ ይበልጽ ካባኻ፡ ኣነ ይሕይል ካባኻ፡ ኣነ ይጎርሕ ካባኻ…ወዘተ ዝብላ ቀተልቲ ሕማማት እንተተቐልቂለን ከኣ ….።

ባህሪ ናይ ምምራሕን ምምሕዳርን ካብ ረኣና፡ ሓደ ሰዓቢ ወይ ኣማኒ ናይ ሓደ ስኑ-ሓሳብ ዝበሃል ክገብሮ ትጽቢት ዝግበረሉ ነገራት ከኣ ንርአ።

1. ምስ'ቶም ኣብ ፍሉጥ ቦታ ዘለዉ መራሕቲ\ ኣመሓደርቲ ምውድዳር ኣየድልየካን እዩ።

2. ኣብ ውሽጢ'ቲ ስራሕ ክሳብ ዝሃሎኻ፡ እሙን ደጋፊ ምጃን፡ ከም'ኡ ድማ ናይ ጋንታ ተጻዋታይ ምጃን።

3. ንኹሉ ዝበሃለካ ተቐባሊ፡ፍካ፡ "እወ-እወ" ዘይምባል። ንኹሉ ዝተባህሎ፡ ሐራይ-ሐራይ፡ ዝብል ሰብ ኣማኒ የብሉን። ነባሪ ክብሪ ዘየብሉ፡ ፈኩስ እዩ።

4. ኑቲ ዝመርሓካ \ ዘማሓድረካ ትብሎ ኣካል፡ ከበድቲ ክምልሶም ዘለዎ ሕቶታት ኣልዕሉ። ነዐኦም ክምልስ ክብል ክመርሓካ እዩ። ሓደስቲ ሃነጽቲ ሓሳባት ከፈልፍል እዩ። ኩል'ኻ ከኣ ካብ ጸጋታት ናይ'ቲ ለውጢ ክትቋደስ ኢ'ኻ።

5. ብሃናጺ መንገዲ፡ ንሓሳባት ናይ መራሕቲ'ኻ ንቐፎም። ክብርታትን ተግባራትን መራሕትኻ ገምግሞም፡ ዝንቀፍ እንተልይዎም ኣይተናሕሲ። ሽዑኡ ኢኻ ትእመንን ትኣምንን።

6. ክመጹ ዝኽእሉ ሓደጋታት ገሚትካ ዝዓቕም'ኻ ተኻላኸል። ንወገንካ ኣሕሊፍካ ኣይትሃብ። ኣብ ሓደ ሓደ ሓሳባት ዘለ'ካ ነኣሽቱ ፍልልያት መመኽነይታ ጌርካ፡ ንመሳርሕትካ ኣሕሊፍካ ኣይትሃብ። እቲ ትምርሓሉ መንገዲን ስኑ-ሓሳብን እዩ ዝያዳ ዘገድስ።

ኣልዒልናዮ ዘሎና ኣርስእቲ፡ ብዙሕ ክጸሓፍ ዝኽእል ተወሰኽቲ ሓሳባትን ዝተፈላለዩ መወከሲ ሓሳባት ዝኾኑ መጸሕፍቲ'ውን መሊኦም ስለዝርከብዎ ካብዚ ንላዕሊ ክጸሓፍን ክትንተንን ምተኻእለ። በቲ ድሩት ዓቕሚ ናተይ፡ ንመንእሰያት መበገሲ ሓሳባት ክኸውን ዝኽእል ንእሽቶ ክፋል ወሲድና፡ እቲ ዝተረፈ ናብ'ቶም ናይ ስኑ-ምሕደራ ክኢላታት ገዲፍና ክንቋረጽ። ኣብ'ዚ ዓውዲ'ዚ ክምህሩናን ክገልግሉናን ሰናይ ፍቓዶም ክኸውን ከኣ ንጽበ። ከም መዛዘሚት ሓንቲ ጥቕሲ ዝሓዘቶ ሓሳብ ለኪምና ክንዓጹ፦

**"መራሒ ዝበሃል ኣብ'ታ ዝኸውሓት ገረብ ደይቡ፣ ንኹሉ እቲ ኩነታት ኣማዕዲዩ ሄ … ኣብ ጌጋ ጫካ ኢሎና!" ክብል ዝኽእል እዩ።"**

**ስቲፈን ኮቪይ**

ሰናይ ጉዕዞ።

መወከሲ ሓሳባት፦

The Laws of Leadership /John C. Maxwell

Organizational behavior "Human Behaviour at work"



# ኣንጊሃ ዝተስአት ርግቢት

ኤሊ. ገብረ

ጥሕኒ ኣገዶ እዩ ዝፈቱ። ብኽሉ መልክዑ ማለት እዩ። በጸቢጸካ ጥሕኒ ምስታይ ኣብ ሳዋ ብፍላይ ኣብ ግዜ ታዕሊም ስንቂ ኩሉ ተዓሳማይ እንድያ፡ ሒደት ከምዚ ከማይ ግን ኣብ ዝኾኣም ምስ ተመልሱ’ውን ይኽጽልዎ እዮም። ጥሕሎ ዝበሃል ብጥሕኒ ጌርካ ዝዳሎ ብህላዊ መግቢ ሓደ ካብ’ቶም ጥሕኒ ክፈቱ ዝገበሩኒ ባህላውያን መግብታትና እዮም። ካብኡ ሓሊፉ እውን ንጥሕኒ ከም ፍርፍር ጌርካ ኣዳሊኻ ምስ ሻሂ ክጸልለኒ እዩ ዝደሊ። መቸም ምስ ጥሕኒ ዘለኒ ፍቕሪ ዘስተብሃልኩም ገለ ተዛረብቲ፡ “ዝሓፍተይ፡ ንዓኺ ደኣ ይትረፍዶ ዝሽሙተ ዝሓረሰ ኣይክእለክን’ዩ” ኢልኩም ከም ትድእሉለይ ኑብሰይ ነጊሩኒ ኣሎ። ንዓይን ንጥሕንን እተበኣስ ግን ሓንቲ ኣበር ኣላ - ስራሕ። ከም ዝበዝሕ ባህላውያን መግብታትና ምድላው ጥሕኒ ብዙሕ ጉልበት ትሓትት ኮይና። ኑብሳ ይመሓራ ወላዲተይ ሓንቲ መዓልቲ እውን ሓግዙኒ ከይበለት ባህ እናበላ ኢያ ኑቲ ኣገዶ ዝፈትዎ ጥሕኒ ምስ ኩሉ ሃልኪታቱ ንበይና ተዳልዎ ነይራ። እንተ ኣነ እሞ ኑቲ መስርሕ ኩሓስቦ ከለኹ ጥራይ ስለዘድክመኒ፡ ካብ ዕዳጋ ዓዲገ ክምገብ ወሲነ። እንተኾነ መቐረቱ ከም ናይ ወላዲተይ ክመጽእ ብዘይምኽኣሉ ምስ ጥሕኒ እንሆ ሕቖን ኩብድን ኮይንና።

መሲልኪ እንታይ ኣምጺእኪ ኢሎም ገለ ለባማት ምሕታቶም ዘይተርፍ እዩ። ኣርእስቲ ዛዕባይ ጥሕኒ ወይ ባህላዊ መግቢ ከምዘይኮነ መቸም ድሮ ቆብ ኣቢልኩሙኒ ትህልዉ። ዘረባን መሸላን ክሳድ ክሳዱ ክኾኑልና ኣርእስትና ስራሕ እዩ። ብዛዕባ ስራሕ ብዙሕ ተጻሒፉ፡ ተደሪሱን ተደሪፉን እዩ። ኣብ ባህልና ግዜን ጉልበትን ዘይሓትት ዓይነት መግቢ መቸም የለን። እዚ ኩብድና ንምምላእ ዝግበር ጻዕርን ሃለኽለኽን ንሕብረተሰብና ናይ ስራሕ ልምዲ ከጥሪ ሓጊዝዎ እዩ ዝብል እምነት ኣለኒ። “ህዝብና ኣገዶ ጻዕራም እዩ!” ኢለ ይምድረሉ ንሓደ ቻይና በጺሑ ዝመጸ ናይ ቀረባ መሳርሕተይ - ቡቲ እንውንኖ ናይ ስራሕ ልምዲ ኮርዐ ኣፍ ልበይ እናነፋሕኩ።

መሳርሕተይ ግን ዝጀመርክዎ ምሉእ ሓሳብ ክሳብ ዘውድእ ክጸበየኒ እኳ ዓቕሊ ኣይገበረን። “ሓፍትና ስራሕ ዝፈትዉ ኣህዛብ’ሲ ሪኢናዮም ኢና” ኢሉኒ። ኣብ ልዕሊ ሕብረተሰብና ዘለዎ ክብሪ ልዑል ብምዃኑን ናይ ምቁንጻብ ባህሪ ርእየሉ ስለዘይፈልጥን ብመልሱ ግር ኢሉኒ። ካብ መእሰ ዝዓይኑቱ ኣጠማምታ ምስ ጠመትክዎ፡ “ምስ ብዙሓት ህዝብታት ክነጻጸር ከሎ፡ ህዝብና ጻዕራም እዩ። እዚ ማለት ግን ኩሉ ህዝቢ ጻዕራምን ንዝበዝሕ ግዚኡ ኣብ ስራሕ የሕልፎ ማለት ኣይኮነን።” እዚ ምስ በለ እቲ መዓልታዊ ኣብ እንዳ ሻሂ ዘሕልፎ ግዜ ተሳኢሉኒ ስቕ ኢለ ክሰምዖ እየ መሪጸ።

ኣብ ቻይና፡ መንእሰይ ከማና ሓደ ስራሕ፡ ማለት መዓልታዊ ሸሞንተ ሰዓት ጥራይ ሰሪሑ ትም ክብል፡ ምስ ነውሪ እዩ ዝጽብጸብ። ካብ ክልተ ስራሕ ንላዕሊ ምስራሕ ንቡር እዩ። ቀዳመ ሰንበት ብኽፊል እምበር ብምሉኡ ንምዝንጋዕን ንዕረፍትን ክትጥቀመሉ ምስ ሓጢያት እዩ ዝቑጸር ወሲኹለይ። ኣብ ሃገርና ኣብ ኣውቶቡስ ምድቃስ ነውሪ እዩ። ንሳቶም ግን ካብ ሓደ ስራሕ ናብቲ ካልእ ስራሕ ኣብ ዝገዓዝሉ እዋን፡ ለጥ ኢሎም ብምድቃስ፡ ንመገዓዝያ ኢሎም ዘጥፍእዎ ግዜ ከምዝዩለ መስኪሮምለይ ኢሉ ዘረብኡ ደምዲሙለይ። ብዛዕባ ቻይናውያንን ዘለዎም ናይ ስራሕ ልምድና ክገልጽ ምስ ጀመረ፡ ኣብታ ሃገር ሰላሳ ዓመት እምበር ሰለስተ ወርሒ ገይሩ ዝመጸ ኣይመስልን።

ዕላል መሳርሕተይ ቅድሚ ክልተ ዓመት ዘንበብኩዋ መጽሓፍ ኣዘኻኺሩኒ። እታ ሰባት ብኽመይ ዕውታት ይኾኑ እትብል፡ ኣብ ዝተፈላለየ ሃገራት ዝተኻየደ መጽናዕታት ምርኩስ ብምግባር ዝተዳለወት መጽናዕታዊት መጽሓፍ፡ ናብ ዓወት ዝመርሑ ብዙሓት ረቛሒታት ከምዝለዉ፡ ኣቡቲ ናይ መጀመርታ ገጺታ ኣስፊራ። ቀጺሉ ደራሲ ናይ’ታ “the outliers” ዘርእስታ መጽሓፍ፡ ንሓደ ሰብ ዕዉት ካብ ዝገብርዎ ቀንዲ ረቛሒታት ሓደ፡ ስራሕ ምዃኑ ድሕሪ ምስማር ንስራሕን ሓርኮትኮትን ኣመልኪቱ ብደረጃ ዓለም ኣብነታዊ ኢሉ ዝሰመዮ ህዝቢ ቻይና እዩ። ደቡባዊ ቻይና ብሕርሻ ሩዝ ብደረጃ ዓለም ኣገዶ ፍሉጥ ዞባ እዩ። ሕርሻ ሩዝ 365 መዓልታት እንተዘየቀባጢርካሉ - ማለት መስኖኣዊ ሕርሻ ከም ምዃኑ መጠን ማይ ከይበዝሖን ከይውሕዶን ብደቂቕ እንተዘይተኸታቲልካዮ፡ ግቡእ ዓይነትን ዓቐንን ዱኸዕን ወትሩ እንተዘይተጠቒምካ - ነዴኻ ማይ ውረደላ ብምባል ዓመት ምሉእ ለሚኒ እዩ ዝቕይረካ። ስድራቤታት ደቡብ ቻይና ቀለበን ንምርካብ ወጋሕታ ሰዓት ኣርባዕተ ተንሲኤን እየን ናብ ግራት ዘምርሓ። ካብ ንእሽቶ ክሳብ ዓቢ ድማ ክጽህዩን ክኹስኩሱን ክዛልዩን መሬት ይጽልምት። እዚ መዓልታዊ ዝጉብርዎ ጻዕርን ሓርኮትኮትን ድማ እዩ ቻይና ሎሚ ብቑጠባ ንሓያላን ዓለምና ከምእተናውጽ ገይርዋ ዘሎ ይብል እቲ መጽናዕታዊ ጽሑፍ።

ሓደ እዋን ኣብ መደበር ተለቪዥን ኣልጀዚራ ዝረኣኹዎ መደብ ብዛዕባ ቻይናውያን ተመሃሮ ነይሩ። ቻይናውያን ተመሃሮ ኮምፒዩተር ሳይንስ ዝተፈላለየ መርበብ ሓበሬታ በሲያም ብምእታው ብዙሕ ምስጢራዊ ሓበሬታታት ቃልዕ የውጹኡ ከምዝለዉ እዩ ዝገልጽ ነይሩ እቲ መደብ። እዚ ብኽእለት ናይ’ቶም ገና 20 ዓመት ዘይመልኡ ቻይናውያን መንእሰያት ከምዝዋገረም ገይሩኒ እዩ። ኣብዚ ዝገበርዎ ተግባር ይደግፍ ኣለኹ ማለት ኣይኮነን።



እንተኾነ ስራሕ ፕሮግራሚንግ ብሓፈሻ ኮዳት በሲፅካ ንምሕላፍ ዝግበር ናይ ኮምፕዩተር ስራሕ ድማ ብፍላይ፡ በሊሕ ሓንጎል ዝውንን ዓቃል ሰብን ጥራይ ክገብሮ ዝኽእል ስራሕ ምዃኑን ኩብርህ ደልየ እምበር። ምስጢር ናይዚ ውሑዳት ሰባት ጥራይ ክገብርዎ ዝኽእሉ ልዑል ክእለት ኮምፕዩተርውን ምስቲ ሒያል ጻዕሪ ዝሓትት ሕርሻ ሩዝ ዝተሓሓዝ ምዃኑ ቆብ ኣቢልኩምኒ ትህልው።

ደራሲ ናይታ መጽሓፍ፡ ቁጽርታት ቻይና ብሓጸርቲ ቃላት ዝቐመ ስለዝኾኑ ቻይናውያን ኣብ ቁጽሪ ሒያላት ክኾኑ ሓጊዙ እዩ ድሕሪ ምባል፡ ኣብ ልዕሊኡ'ውን ሕርሻ ሩዝ ዓቕልን ጻዕርን ስለዝሓትት ካብኡ ዓቕልን ሓርኮትኮትን ሓጊዝዎም ተጸሚሞም ብዓቕልን ደጋጊምካ ብምፍታንን ዝተፈላለየ ግድላት ቁጽሪ ክፈትሑ ኣኽኢልዎም እዩ። እዚ ኑቲ whatever that doesn't kill you makes you stronger ዝብል ምስላ ምዕራባውያን ኣዘኻኽሩኒ። ብቋንቋና ክትርጎም ከሎ ሽግር መብሊሒኻ እዩ ዘስምዕ እዩ።

ብዘዕባ ሕርሻ ሩዝ ቻይናን ናይ ሕሳብ ክእለቶምን ጎዲፍና ብዘዕባ ሽባባት ሃገርና ዘለና ናይ ስራሕ ልምድን ንዛረብ። መንእሰያት ሎሚ ከም ወለድና ጻዕራማት ዲና ኢለ ዝሓተትኩዋ መሓዛይ፡ "ዕድመ ንተክኖሎጂ ከምቲ ናቶም ሓኾትኮት ዙብል እንታይ ኣለና" ኢላትና። ተለቪዥንን ዝረኢ ዝነበረ ወላዲኣ ግን "ተውሳኺ ቴክኖሎጂ ሃካያት ኢና ኢልኩም ደኣ ተንስሑ" ኢሉና።

ብዘዕባ ቻይናውያን ብዙሕ ከንብብን ክውከስን ክሓትትን ምስ ጀመርኩ መንእሰያት እዚ ዘመን ጻዕራማት ከምዘይኮንና ከስተብህል ጀሚረ። ሒደት እንተዘይኮይናም ተወሳኺ ስራሕ ኣብ ትርፊ ግዜኦም ወይ ናይ ዕረፍቲ ግዜኦም ዝሰርሑ መንእሰያት የለውን። እቲ ዝበዝሕ ካብቲ ኣብ ትርፊ ግዜኡ ዝሰርሕ መንእሰይ ከኣ፡ ዝኾነ ምወላ ወይ ሓገዝ ዘይረክብ ምዃኑ ፍሉጥ እዩ። እንተ እቲ ብደገ ዝምወል ግን ትርፊ ግዜኡ ኣብ ምንታይ ከይዱ ከምዝዘናጋዕ እምበር ዝተሓወለሉ ገንዘብ ኣጠራቒሙ ኣብ ተመጽዋትነት ናጻ ክውጽእ ዘኽእሎ ዝኾነ ትካል ወይ ስራሕ ክፈጥር ምሕሳብ ምስ ጭንቀትን ኣእምሮኣዊ ነውጽን እዩ ዘውዳድሮ። እዚ ማለት ግን ካብ ባንክን ካልእን ተለቂሖም ንእስ ዝበለ ትካል መስሪቶም ኑብሶም ካብ ተጸባይነት ሓራ ዘውጹኡ ሃብሮማት መንእሰያት ብቑጽሪ ደኣ ውሑዳት ይኾኑ እምበር የለውን ማለት ኣይኮነን።

ዝሓለፈ እዋን ኣብ ከባቢ ገዛውተይ ዝኑበር ሓደ ሃብሮም መንእሰይ፡ ርሂጹ ብዘረኸቦ ገንዘብ ዕውት ትካል ከምዝኸፈተ፡ ኣብ ሓደ እንዳ ጉዳይ ተኣኪቦም ዝነበሩ መንእሰያት ከዕልሉ ሰሚዐ። መብዝሕቶኦም ኣቡቲ ቤት ዝነበሩ ሰባት ኑቲ ጻዕራም መንእሰይ ዕድለኛ እዩ ክብልዎ ሰሚዐ። ኩነታቱ ገሪሙኒ። 'ይኾኑ እዩ፡ ዝሓዞ እዩ ዝሰልጠሉን ዝፈርየሉን፡ እንተሓረሰ ይፈርየሉ፡ ኩቡቲ እንተኣራብሐ ይስስናሉ፡ ዕድለኛ እዩ በጃኻ' ደምዲሞም መንእሰያት ገዛውትና። ነገራቱ ተሓዋዊሱኒ። ሓደ ሽውዓተ መዓልቲ ኣብ ሰሙን ኮምፕላስዮኒ ተኾዲኑ፡ ዛባ ተሰኪሙ ግራት ክኹብከብ ጸሓይ ዝዓርቦ መንእሰይ ከመይ ጌርካ ኢኻ ዕድለኛ ክትብሎ። ነገራት ወዲ ገዛውተይ ንሓንቲ ኣብታ ኣቐዲመ ዘንበብዋ መጽሓፍ ዝተጠቕሰት ቻይናዊት ኣበሃህላ ኣዘኻኺራትኒ። "365 መዓልታት ቅድሚ ወጋሕታ ተንሲኡ ሰሪሑ፡ ንስድራቤቱ ከሀብትም ዘይከኣለ ሰብኣይ የለን"። በዛ ጥቕሲ እምበኣር ኑቲ ዝጸዓረ ይዕወት ዝብል ኣበሃህላ ሕብረተሰብና ወሲኸ መንእሰያት ክንሰርሕ ኣዘኻኺረ ናይ ሎሚ ጽሑፈይ ክዛዝም።




# ዘለዉና ዕድላት ከመይ...?

ብዛዕባ መንእሰይ ክትሓስብ እንከለኻ፡ ሃገር፡ ሕብረተሰብ፡ ኮም . . . ዝብሉ ኣገደስትን ዓበይትን ኣምራት ቀዲሞም ይመጹኻ። ንሓደ ሕብረተሰብ ሓያል ዝብሎ ሓይሊ ናይ'ቲ ብቐጻሊ ዝጥቀስ መንእሰይ እዩ። ሓያል መንእሰይ ግን እንታይ ማለት እዩ? መግለጺ ሓይሊ'ሽ እንታይ እዩ? ንሓይሊ መንእሰይ ዝልክዑ መስፈሪታት ኣለዉ ድዮም? ወዘተ. ዝብሉ ካብ ክትምልሶም ክትሓቶም ዝቐሉ ኣገደስቲ ሕቶታት ብዙሓት እዮም።

ህይወት ሰንሰለታውን ተመላላእን ምዃኑ ከም ውሁብ ወሲድና፡ ክንመላላእን ኣካል ቀለቤት ናይቲ ሰንሰለት ክንከውንን ንግደድ። ብዛዕባ ክብርታት፡ ብዛዕባ ምውርራስ፡ ብዛዕባ ብ'ቕዓት መንእሰያት. . . ብዙሕ ተዘሪቡ እዩ - ንእኡ ምድጋም ዘድልየኒ ኣይኮነን።

ዓለም ከምቲ ቀደም ዝነበረቶ ክትህሉ ኣይት'ኽእልን እያ - እዚ ሕጊ ተፈጥሮ እዩ። ወዲ-ሰብ'ውን ካብታ ድቂ ዝሕዘላ ክሳብ'ታ ናብ ሓመድ ዝኣትወላ እዋን - ትንዋሕ ትሕጸር - ኣብ ቀጻሊ ለውጢ እዩ ዝነብር። እቲ ፍልልይ፡ ዓለም ብደፋእታ ኣብ ኣዝዩ ዝተናውሐ እዋን ለውጢ ከተርኢ እንከላ ወዲ-ሰብ ግን ኣብታ ሓጻር ዕድመኡ እዩ ዓቢ ለውጢ - እንተስ ንጽቡ'ቕ እንተስ ንሕማ'ቕ - ዘርኢ።

ሕመ'ቕ ምርጫ እዩ። 'ድ'ኻ እንተድኣ ኴንካስ ብ'ኽመይ ከም ዝደ'ኸ'ካ ንነፍስ'ካ ሕተታ' ዝብል ብሂል ኣንቢበ ነይረ። እዚ ብሂል ብዙሕ ከካትዕ ዝ'ኽእል'ኳ እንተ'ኾነ፡ ብ'ኽፊሉ ሓቂ ምዃኑ ግን ብዙሓት ክንሰማምዓሉ ን'ኽእል እመስለኒ። 'ከመይ ዝብል ለባም።' ብዙሓት ሰባት ብዛዕባ ዘሕለፍዎም ዕድላት ክጠዓሱ ዘይሰምዐ ክህሉ ኣይክእልን። "ቀደም'ኳ ከምዚ እየ ነይረ፡ ቀደም'ኳ ክንድዚ ገዛውቲ እዩ ነይሩኒ፡ ቀደም'ኳ ኣዝየ ሓያል ተጻዋታይ ኵዕሶ እግሪ እየ ነይረ፡ ቀደም'ኳ ብዊስኪ እየ ዝሕጸብ ነይረ. . ." ዝብል ሕጂ ናይ መለክያ ኣረቂ ዝልምን ሰብ ዘይረኣየ ክህሉ ኣይክእልን። ትርጉም 'ከለካን ከለ'ኻን' ዝያዳ ምስ ሽምግልካ፡ ሳልሳይ ብርኪ ምስ ሓዝካ፡ ምስ ነገፍካ፡ እዩ ዝንጸር።

ህይወትና ብዕድላትን ብድሆታትን ዝተ'ኸበበት እያ። ካብቶም ብድሆታት ግን እቶም ዕድላት ይዓብዩ።

ብዙሓት ሰባት ለውጢ ብ'ኾፍካ፡ ካብ ፈጣሪ ወይ ካብ መንግስቲ ክጽበዩ ዝውዕሉ ኣለዉ። መንግስቲ ዝፈጥረሎም ዕድላት ከየለለዩ ኣብ ትካላቱ ኮይኖም ክሓምይዎን፡ "እዚ መንግስቲ ገለ ዘይገብር" ክብሉን ዝስምዑ ውሑዳት ኣይኮኑን። መንግስቲ መን'ዩ ንዝብል ሕቶ ነፍሶም ገሊሎም ክምልሱ ምፍታኖም ከኣ እዩ እቲ ዝዓበየ ጌጋ። ንነፍስ'ኻ ኣብቲ መንግስትን ኣብ ትካላቱን ኣእቲ'ኻ ክትመዝና ምፍታን ወረ'ጃ'ንት'ዩ። ኣነ ከም ሰብ እንታይ እየ ገይረ? ኣብቲ ዝተመደብክዎ ትካል ዝግብኣኒ ኣበርኪተዶ? ኣካል ናይ'ቲ ዝድለ ዘሎ ምምሕያሽ መነባብሮን ጽፉፍ ኣገልግሎትን ክ'ኸውን በቒዐዶ? ኣብ ጐድነይ ዘለዉ ዕድላት ከለልዮም ክኢለዶ? . . . ብዙሓት ሕቶታት ክለዓሉ ይ'ኽእሉ።

ንኣብነት፡ ምስ ሓደ ብሃገራዊ ኣገልግሎት ኣብ ትካል መንግስቲ ዝተመደበ መንእሰይ ተራ'ኺብና። ድሕሪ ምልላይና፡ ኣብ ሓደ ኩባንያ ህንጻ ከም ዝተመደበ ገለጸለይ። ኣነ እዚ ሰብ ዕድለኛ እዩ ዝብል ሓሳብ ዝሓዝኩ፡ ማ'ሽነሪ ይመሃር ከም ዘሎ ምስ ነገረኒ እየ። ንሱ ግን 'ኣለና ኣብኡ፡ ማ'ሽነሪዶ ገለዶ ንብል!" ዝብል መረዳእታ ከም ዝነበሮ ፈለጥኩ። ብዙሕ ኣዕሊልና። እዚ መንእሰይ ኣባል ሓንቲ ካብ ዳሕረዎት ዙርያታት ሃገራዊ ኣገልግሎት እዩ። ንድሕሪት ምልስ ኢሉን ኣዕሚ'ቑ እንተዝሓስብ'ን ንዘለዎ ዕድል ዝያዳ ምፈለጠ። ም'ኽንያቱ፡ ኣቦታቱ ወይ'ውን ኣቦሓጎታቱ ዕድላቶም ኣብ ምምጻእ ናጽነት ኤርትራ ከም ዝ'ኽፈለዎ፡ ዓበይቲ ኣሕዋቱን ኣቦታቱን ዕድላቶም ንልምዓትን ምውሓስ ልኡላውነት ሃገርን ከፊሎሞን ጌና ይ'ኽፍልዎ ከም ዘለዉን ኣጸቢ'ቑ እንተዝግ'ንዘብ፡ ዘለዎ ዕድላትን ዝስከሞ ሓላፍነትን ዝያዳ ምተረድኦ። ም'ኽንያቱ፡ እቲ እዋናዊ ሃገራዊ ጠለብ ጾር ሃገር ምስካም እዩ ዘሎ። እቲ ጾር ድማ ኣብ ዝባን መንእሰይ እዩ ዘሎ።

ዕላልና ብዝቐጸለ፡ መንግስቲ ካብኡ ንላዕሊ እንታይ ክገብረሉ ከም ዝደሊ ምስ ተወከስክዎ፡ "ዘየጣይሰና!" ትብል ቃል ደጋገመ። ኣብ ሃገራዊ ኣገልግሎት ክንህሉ ዘገደደና ም'ኽንያት ኣብ ቦትኡ እንከሎ፡ "ተጣይስካ እንታይ ኢ'ኻ ክትገብር?" ትብል ሕቶ ግን ሓተትክዎ።

"እንተ'ወሓደ ሸቐጥ ንፈታትን።"

"ናይ ሸቐጥ ተመኩሮ ኣለካ ድዩ?"

"ሸቐጥ ድኣ እንታይ ተመኩሮ ኣድልይዎ?!"

"ዝ'ኾነ ካልእ ሞያ'ኸ ኣለካዶ?"

"የብለይን።"

"ስድራ-ቤትካ'ኸ ሞያ ከምህሩ'ኻ

ዓቕሚ ኣለዎም ድዩ?"

"ወረድዎም፡ የብሎምን።"

"ስለምንታይ ደኣ'ሞ ነዚ ወለድኻ ከፈሎም ከምህሩኻ ዘይከእሉ ሞያ፡ መንግስቲ ብነጻ ከምህረካ እናበለ ክትጥቀመሉ ዘይትደሊ? ጽባሕ'ኳ ክኢላ ማሽነሪ ኢኻ ክትከውን፡ ህይወትካ ኽኣ ትመርሕ። ዝተፈላለዩ መንእሰያት ኣብ ትካላት መንግስቲ ምምዳቦም፡ ብፍላይ ኣብ ትካላት ሞያዊ ስልጠና፡ ዘለዎም ዕድላት ኣይረኣዩምን እዩ። ሕሰበሉ'ሞ፡ 'ካብዚ ዘለኽዎ ትካል ብዝለዓለ ፍልጠት ክወጽእ እየ' ኢልካ ድማ እመን'፡ ብድሕሪኡ ኑቲ ክትረኽቦ ትሓልሞ ዘለኻ ገንዘብ ብቐሊሉ ብኸመይ ከም እትረኽቦ ተረድኣዮ። ገንዘብ ምምጻእ ከቢድ ዘይክኸውን ይኽእል እዩ፡ ሞያዊ ምኳንን ፍልጠት ምቕሳምን ግን ቀሊል ኣይኮነን - ብኡ መንገዲ እትረኽቦ ሃብቲ ኸኣ ዝያዳ ውጽኢታዊ እዩ፡" ኢለዮ ናብቲ ዝጀምር ዝነበረ ግጥም ዋንጫ ዓለም ኣበልና።

ዕላልና ክንቅጽል ቀዳማይ እብረ ክውዳእ ነይርዎ። "ካብዚ ግጥም ንላዕሊ ብዛዕባ 'ቲ ዝተዘራረብናሉ ኣርእስቲ ክሓስብ ጸኒሑ መስለኒ፡ "ማሽነሪ የገድስ'ዩ ዝብል መረዳእታ ኣለካ መስለኒ?" በለኒ።

"ንሓደ ገንዘብ ከፊልካ ብቐሊሉ ክትረኽቦ ዘይትኽእል ነገር፡ ብናጻ ትረኽቦ እንተ'ለኻ ከተስተናዕቖ ትኽእል ኢኻ። መብዛሕትኡ እዋን ብናጻ ዝርከብ ትሑት ግምት'ዩ ዝወሃቦ። ጽዒርካ፡ ደኺምካ፡ ዋጋ ከፊልካ እትረኽቦ ግን ዝያዳ ተኽብሮን ተስተማቕሮን። ኣብዚ ክልተ ነገራት'ዩ ዘሎ፡ ብናጻ ትመሃር ስለዘለኻ ነእምሮኻ፡ 'ሎሚ ኣብዚ ኮይነ ሰልጢነን ኣገልጊለን ጽባሕ ኣብ ናይ ውልቀይ ኣገዳሲ ፍልጠትን ክእለትን ከጥሪ እኽእል'የ' ኢልካ ኩተእምኖ ኣይከኣልካን። እቲ ካልኣይ ነገር ድማ ኣብ ኢድካ ዘሎ ወርቂ ገዲፍካ ኣብቲ ማዕዶ ዘሎ ጨርቂ ተማዕዱ ምህላውካ እዩ። ምኽንያቱ፡ ኣብ ኢድካ ዘሎ ስልጠና ገዲፍካ ኣብ ዘይትፈልጦ ሸቓጥ ክትኣቱ ኢኻ ትሓስብ ዘለኻ።"

"ስለዝስ፡ ነዚ ስልጠና ተቐበሎ ዲኻ ትብለኒ ዘለኻ? ካልእ ዝቐለለ ፍታሕ የለን ድዩ?"

"ሓንቲ ኣዝያ ትገርመኒ ዛንታ ከዕልለካ። ቀደም-ዘመን ሓደ ኣማኒ፡ ኣብ ባሕሪ እናጀለበ እንከሎ ከቢድ ማዕበል መጺኡ ንህይወቱ ኣብ ሓደጋ ኣእተዎ። እቲ ሰብ ምስ ህላወን ሞትን ተፋጠጠ፡ ፈጣሪ ከድሕኖ ድማ ደጋጊሙ ጸለየን ተጸበየን። ኣብ ከምዚ ዝበለ ህሞት እቲ ሰብ ዕድለኛ ኮይኑ ሓንቲ ብማዕዶ ኩነታቱ ዝረኣየት መርከብ ናብኡ ቀሪባ ከተድሕኖ ፈተነት። እንተኾነ እቲ ሰብ፡ 'እግዚኣብሄር እዩ ዘድሕነኒ' ብምባል ኣበየ። መርከብ መንገዳ ቀጸለት፡ እቲ ሰብ ድማ ምስ ማዕበል ባሕሪ ምርጻሙ ቐጸለ። ከም እንደገና፡ ሓንቲ ሄሊኮፕተር መጺኣ ገመድ ዘርጋሓትሉ። ንሱ ግን ደጊሙ፡ 'እግዚኣብሄር እዩ ዘድሕነኒ' በለ። እታ ሄሊኮፕተር ድማ ገዲፋቶ ከደት። ማዕበል ኣይሃድአን፡ እቲ ሰብ ከኣ ጥሒሉ ሞተ። ኣብ መዓልቲ ፍርዲ፡ ንእግዚኣብሄር፡ 'ኣነስ እዚ ኹሉ እምነተይን ጸሎተይን ካብ ባሕሪ ኩተድሕነኒ ኣይከኣልካን?' ኢሉ ኣማረሮ። ፈጣሪ ብትዕግስቲ ክሰምዖ ድሕሪ ምጽናሕ፡ 'ካብ መርከብን ሄሊኮፕተርን ንላዕሊ ደኣ እንታይ ክሰደልካ ደሊኻ?' በሎ ይበሃል።

"ናይዝስ ከኣ ከገርም፡ ካብኡ ንላዕሊ ደኣ'ሞ እንታይ ደልዩ?" ተገሪሙ መለሰለይ።

"እሞ ንስኻኸ ካብዚ ኣብ ቅድሜኻ ዘሎ ዕድል ንላዕሊ እንታይ ትጽበ ኣለኻ?" ምስ በልክዎ ርእሱ ነቕኒቑ ብፍሽኽታ መለሰለይ።

መሰረታዊ መልእኽቲ ጽሑፈይ ከም መንእሰያት፡ ዘለዉና ዕድላት ኣለሊና ኣብ ረብሓናን ረብሓ ህዝብናን ሃገርናን ከነውዕሎም ሰፊሕ ኣስተብህሎ ይሃበና ንምባል እዩ።

ኤሃብ ግርማይ



# ሕብረተሰብ መንእሰይ

## “እንታይ ምባልኩምኒ?”

ኣይኮነን ከማይ ኣብ ደረቱ ዘስተንፍስ መንእሰይ፡ ዝሸምገለ ሰብ’ውን ቀው ኢሉ ክጥምታ ዝድርኽ ፍሉይ መስሕብ ኣለዋ። ዋላ ጸሓይ ኣብ ዘይብሉ፡ ብርሃን ክልግስ ዓቕሚ ዘለዎ ቀይሕ ሕብሪ ዝወሃሃት ጎርዞ እያ። እትኽደኖ ክዳውንቲ፡ ጽሬታ፡ ኣብ ኣሳጉምኣ እተርእዮ ርእሰ-ተኣማንነት መሲጡኒ ዓይነይ ካብ ዘውድቐላ ሓደ ሰሙን ሓሊፉ ኔሩ። ሓቂ ‘ሓይሽ ኣብ ጓል ደፋር ኣይኮንኩን። ኣቱም ሰባት ሰብ ከቢድዎ። ገለ ገለ ደቂ ተባዕትዮ ንጓል ዘይምድፋር ከም ሕምቀት ዝሓስቡዎ ኣለዉ። ኣነ ግና ዝተባህለ ይብሃል፡ ንጓል ዘለካ ክብረትካ ጓል ዘዩድፍረካ በሃላይ እየ።

ዮርዳኖስ፡ ኣብ ሓደ ቤት ጽሕፈት ከም እትሰርሕ ተኸታቲለ ክፈልጥ ከኣልኩ። ኣብ ኣፍደገ ስራሓ ተጸብዩ ክትፍደስ ከላ ኣብ ልዕለኣ ዘለኒ ስምዒት ክገልጸላ፡ ዝጥዕም ግዜ መዲበ። ኣብ ስራሕ ተጸሚደ ስለ ዝውዕል፡ ውጥነይ ብቕልጡፍ ኩተግብር ኣይከኣልኩን። ዘዳፍረኒ ሰብ ድማ የድልየኒ ኔሩ። ዘይትፈልጣ ጓል ጸዊዕካ፡ ስምዒትካ ክትገልጸላን ኩተዕልላን ቀሊል ኣይኮነን። ምስ መሓዛኣ እንተላ ካብኣ ፈሊኻ ኩተዘራርባ ጸገም ኣለካ። እዚ ስለ ዝኾነ፡ ዓርከይ ኣሰንዩ ሓደ መዓልቲ ኣብ ኣፍደገ ስራሓ ክንጽበያ ጀሚርና። ዮርዳኖስ ቦርሳኣ ኣንጠልጢላ ብኸሩዕ ኣካይዳ ክትመጽእ ርኢናያ። በይና ስለ ዝነበረት ፍኹስ’ኳ እንተበለኒ፡ ልበይ ግና ክትድስቕኒ ጀሚራ። ስምዒተይ ተቖጻጺረ ብኸመይ ከም እንላልያ ምስ ዓርከይ ኣብ ምምይያጥ ከለና፡ ኣብ መንጽርና ደው ኢላ ናብ ዝነበረት መኪና ኣምሪሓ ክትስቀል ረኣናያ። ሓቂ ይሓይሽ ከምኡ ዓይነት ናይ ስምዒት ምርኹማሽ የለን። ተዳሂለ ብምቕዛዝ ንዓርከይ ጠመትኩዎ። ዘጥፋእናዮ ግዜ ኣተሓሳሲቡኒ ብሕርቃን ጣዕ በልኩ።

ሰዓት ሽዱሽተ ስለ እትፍደስ፡ ኣቐዲማ ከይትወጽእ ንምሕላው ካብ ሓሙሽተን ፈረቓን ኣብኡ ኔርና። ሽዱሽተን ፈረቓን ብምውጽኣ ዳርጋ ሓደ ሰዓት ጉቲራትና ማለትዩ።

“ኣእምሮኻ በዛ ዝረኣናያ ጉዳይ ተስፉ ክቖርጽ የብሉን። ዝወሰደ ይውሰዳ ኣጸቢቕና ክሳብ ነረጋግጽ ክንመላለስ ኢና።” ኢሉኒ ዓርከይ፡ ከጸናንዓኒ ብምፍታን። ንዝረባኡ ኣበይ ኣቕሊበሉ ኢልኩምኒ ኢኹም። እቲ በዓል ማኪና ከምዚ በዓልቲ ቤተይ ዝመንጠለኒ ብቕንኢ ሓሪረ። “ኣዋልድ መኪና እንተ ርእየን” ዝብል ምስትምሳልን ነብሰ-ምትሓትን ተሰሚዑኒ። ምእንቲ ዮርዳኖስ ክትግደሰለይ፡ ማኪና ክትህልወኒ ተመንየ። ኣብ እምኒ ተሰቒልካ’ሞ መዓስ ይንዋሕ ኮይኑ።

ናይ ዓርከይ ምኽሪ ዕረ እናጠዓመኒ ተቐቢለዮ። እንታይከ ክገብር? ዮርዳኖስ ናተይ ክሳብ ዘይኮነት ምስ ዝመረጸቶ ሰብ ክትከይድ መሰል ኣለዋ። እዚ ክቕበሎ ከም ዘለኒ ንነብሰይ ከእምና ፈቲነ። ናይ ውሽጠይ ስምዒት ብምሕባእ ድማ “ሕራይ!” ብምባል ምስ ዓርከይ ተሰማሚዐ።

ድሕሪ ሰሙን ዳግማይ ናብ ስራሕ ዮርዳኖስ ተመሊስና። ከም ኣራዊት ዝሕሉ ሃዳኒ፡ ኣብ ኣፍደገ ስራሓ ቈይምና ተጸናጺንና። እታ ኮኾብ ወጋሕታ ብማዕጾ ወጺኣ ኩዳዕ ኩዳዕ እናበለት ጽርግያ ክትሰግር ኣቋመትናያ። ኣነ ሽዑ’ውን ኣይቀሰንኩን። “ሕጂኸ ኣበየናይቲ ማኪና ኮን ክትስቀል’ያ” ብምባል ተሸቝሪረ ነይረ። ፓርኪንግ ጌረን ዝነበራ መካይን ንኹለን በጺሐየን። ውሽጠይ’ውን ርእሰ ተኣማንነት ዘጥፍእ ስክፍታ ይስምዓኒ ነይሩ። “ማኪና ዘለመደት ጓል፡ ብእግራ ክትዛወረለይ ትኽእል ድያ?” ዝብል ሕቶ ኣጨኒቑኒ። ዘዩጨንቕ ድማ ኣይኮነን። ብዙሓት ኣዋልድ ፍቕሪ እተትሕዘን ማኪና ካብ እትኸውን ግዜ በሊዑ ኣሎ። ጓል ኣይትምረጽ ዓዲ ምረጽ ከም ዝተባህለ፡ ኣዋልድ ድማ “ወዲ ኣይትምረጺ መኪና ምረጺ” ኣብ ዝብላሉ እዋን፡ መኪና እንተ ዘይብልካ ክትስከፍ ግድንዩ። ደሓን ትእቶ ዮርዳኖስ ኣብ መኪና ከይተሰቕለት ብእግራ መሪሻ። እታ ኣጋጣሚ ኩተምልጠና ኣይደለናን። ብዩማናን ጺጋማን ብምጽንባር ሰላምታ ለጊስናላ። መእተዊ ዕላል ፈጢርና ክንላልያ ከም ዝመጻእና ሓቢርናያ። ናይ ሎሚ ኣዋልድ እቲ ጽቡቕን ንሌላ ዘይሕንግዳ ምኳነንዩ። ከምቲ ናይ ሰማንያታትን ተስዓታትን ኣዋልድ እናቕረምረማ መመኽነይታ ዝድርድራ ኣይኮናን። ዮርዳኖስ ሻሂ ንኽስትያ ዘቕረብናላ ዕድመ ብኽፉት ልቢ ተቐቢላቶ። ሓደ ናይ ሻሂ ሌላ ብምግባር ድማ ንጽባሒቱ ቆጺርናያ።

ኣብ ቆጸራይ ዝተረኽብኩ በይነይ እየ። ዓርከይ “ሕጂ ናትካ ጉዳይ ይኸውን” ምስ በለኒ ኣይተቛወምኩዎን። ኣብ ናይ ቆጸራ ቦታ ነዊሕ ከይተጸበኹ ዮርዳኖስ ክትኣቱ ርእየያ። እሙኑ ኣይትእሙኑ ንኻልእ ከይትኸውን ተጠራጢረ። ምሉእ ብምሉእ ኩትመጽእ ዝብል እምነት ስለ ዘይነበረኒ፡ ምምጻኣ ብርቂ ጌረ ወሰድኩዎ። ሰላምታ ተለዋዊጥና ተቐሚጣ። ሰሰሪቐ እንተ ዘይኮይኑ፡ መሊኣ ኣይጠመትኩዋን። ዕላል ጠፊኡኒ ካብ ስራሓን ንጥፈታታን ናብ ካልእ ኣይሰገርኩን። እታ ናይ መጀመርታ ርክብ ብኸምዚ ተወዲኣ። ብድሕሪኡ ዝቐጸለ ርክብ ንዮርዳኖስ ክግምግማ ጽቡቕ መገዲ ከፊቱለይ። ዘገርምዩ። ኣዋልድ ከምቲ ፈለማ ጠሚትካ ኣብ ኣእምሮኻ ቦታ እትህበን ኣይኮናን። ዮርዳኖስ፡ ንምልላያ ከም መልኣኽ ከም ዘይኣርዓደትኒ፡ ድሕሪ

ሌላና ታሪካ ምኳና ገሚተ። ዓንኬል ናይ ዕላላ ካብ ፋሽን ክዳውንትን መጸባበቒ ኮስሞቲክስን ዝርሕቐ ኣይኮነን። መሓዛኣ ከም ትሕጾ፡ ሓድሽ ፋሽን ክዳውንቲ ምምጻኡ፡ ጥዑም ጨና ከም ዝገዘኣት... ቢቃ! ቁም ነገርን መጻኢ ህይወታን ዘኪራቶ ኣይትፈልጥን። ኣብዚ ሎሚ እዋን'ከ ማዕረ ክንድኡ ካብዚ ዘሎ ዓለምን ምዕባለን ተገሊላ ብዛዕባ ክዳውንትን ዘብለጭልጭ ነገራትን እትሓስብ ጓል ኣላ ድያ? የርዳኖስ እንተ ዘይተጋጥመኒ 'ኣለዋ' ኢለ ኣይምመስከርኩን።

'ቀስ ብቐስ ክትልወጥ'ያ' ዝብል ሓሳብ ስለ ዝነበረኒ፡ ናብ ፍቕሪ ዝማዕበለ ሌላና ብኣጋኡ ከቋርጾ ኣይደለኹን። ድሓር ድማ ወዲ ከም ምኳነይ መጠን እንተ ተጠንቂቐ ዝሸስሮ የብለይን። እዚ ሓሳብ ኣሕዲረ፡ ሽኮር ድማ ስለ ዝነበረት፡ ኣብ ዓሚቝ ፍቕሪ ተሸሚምና። የርዳኖስ፡ ንጽህቲ ከም ማይ ንግሆ ምንም ዘይትፈልጥ ኮይና'ያ ቀሪባትኒ። ናይ መጀመርታ ኣፍቃሪኣ ምኳነይ ደጋጊማ ትገልጸለይ ኔራ። ኩለን ከምኡ ስለ ዝብላ ንዘረባኣ ብዙሕ ኣይተገደስኩሉን። ክሳሊያ ኣብ ዝኸደኩሉ፡ እቲ ፈለማ ብማኪና ዝተማልአ ሰብ ዘመዳ ምኳኑ ገሊጸትለይ።

ኣይትፍረዱለይ'ምበር ናይ ሎሚ ፍቕሪ ከም ክልተ ሰብ ሓዳር ዓራት ኣደይቡ ዘተሓጃቕፍን ብስምዒት ናብ ካልእ ዓለም ዘሰግርን መሳልል ኣለዎ። ኣነን የርዳኖስን'ውን ፍቑራት ናይዚ እዋን እዚ ኢና። ካልኦት ዝፍጽምዎ ዘይንፍጽመሉ ዕንቅፋት ኣይነበረን። ርክብ ክንፍጽም ንየርዳኖስ ምስ ኣተንባህኩላ ኣይተቓወመትን። ፈለማ ርክብ ምስ ፈጸምና፡ ምስቲ የርዳኖስ ንኣብሳ ትገልጾ ኣንጻር ፍጻመታት ስለ እተኸሰቱለይ ኣእምሮይ ብሕቶ መሊኡ።

"እንታይ ድኣ ናይ መጀመርታ ዓርከይ ንስኻ ኢኻ ትብልኒ?" ሓደ መዓልቲ ከም ዋዛ ኣምሲለ ሓቲተያ። ቅድሚኣ ምስ ካልኦት ኣዋልድ ርክብ ፈጺመ እፈልጥ እየ። ናብ ወዲ ቀሪባ ዘይትፈልጥ ጓል እንትርእዮ ፍርሀን ምንቅጥቃጥን ዝጠፍኣኒ ኣይኮነን። ካልእ'ውን ክገልጾ ዘይደሊ ተግባራት ኣለዉ። የርዳኖስ ግና፡ ናብ ወዲ ቀሪባ ዘይትፈልጥ ጓል እንትርእዮ ስምዒት ኣየርኣየትን።

"ሕጂ'ውን ብዘይካኻ ካልእ ዝፈልጦ ወዲ የብለይን። ኣብ ልዕለይ ድላይካ ክትፍጽም ትም ስለዝበልኩ ከምኡ ትብለኒ።" ሓሪቓ። ንኣብሳ ጥራይ ጎራሕ ብምሕሳብ ኩተእምነኒ ዘይተኣደነ ቃላት ኣፍሰሰት። ኣዋልድ ሓደ ሓደ እዋን ንኣውዳት ብጌጋ ይግምግማኦም እየን። የርዳኖስ'ውን ከምኡ'ያ ገይራ። ምስኣ ሓዲረ ኩብቅዕ ኩተታልለኒ ምፍታና ከየገረመኒ ኣይተረፈን።

ተግባራታ ዘሐርቐ'ኒ እንተነበረ፡ ክሽስራ ስለ ዘይደለኹ፡ ሸለል ብምባል ፍቕርና ቐጺልና። ብቐጻሊ ድማ ርክብ ንፍጽም ኔርና። ቀዳም ወይ ሰንበት ብቐትሩ ኣብ ሆቴል ንዕጾ። ስሕት ኢልና ድማ ብሓንሳብ ንሓድር። ብሓደ ኣብ እንሓድረሉ እዋን፡ የርዳኖስ ንስድራቤታ እተቕርቦ ምኽኒት ኣለዋ። መርዓ፡ ጥምቀት፡ ሞት፡ ብስራሕ እገይሽ ኣለኹ... ቀንዲ መሸፈኒ ምኽንያታ እዩ። ርክብና ብኸምዚ እናቐጸለ ከሎ፡ ሓደ መዓልቲ "ብዘይ ኮንዶም ኢኻ ትራኸበኒ" ዝብል ዘረባ ተሰምዐ። ካብ የርዳኖስ ከምኡ ቃል ክሰምዕ ስለ ዘይጸበ ሰንቢደ። ክሳዕ ለይቲ ሎሚ ብዘይ ኮንዶም ርክብ ፈጺመ ኣይፈልጥን'የ። ንብድሕሪ ሕጂ'ውን ክሳዕ ዝምርዖ ወይ ናይ ባህሪ ለውጢ ዝገብር ብዘይ ኮንዶም ተንከስ ዝብል ኣይኮንኩን።

"እንታይ ኢልኪ የርዳ?" ክትደግመለይ ኣለዋ። ከረጋግጽ ዝሓተትኩዋ'ዩ። ሕሰብዎ'ሞ፡ ኣብዚ መንእሰያት ብሕማም ኣይድኽ ዝቕዘፉሉ ዘለዉ እዋን፡ ጓል 'ብዘይ ኮንዶም ተራኸበኒ' ክትብለካ ምስ ምንታይ ክቖጽሮ።

"ክሳዕ ሕጂ ከም መሕለፊ ግዜ ኢኻ ትጥቀመለይ ዘለኻ። እዚ ክቕጽል ስለ ዘይደልዮ ብኮንዶም ክትራኸበኒ ኣይደልን እየ።" ብምባል መሊሳትለይ። ኣበሃህላኣ ጥንሲ ንምሓዝ ዝመደበት ስለ ዝመስል ፍርሒ ሓዲሩኒ።

"ብዘይ መደብን ብዘይ ድሌት ክልቴናን ክትጠንሲ ምርጫይ ኣይኮነን። ንሱ እዋኑ ምስ በጽሐ ከነርክበሉ ኢና የርዳ። ዘህውኽ ዘሎ ኣይመስለንን። ምስ ጠነስኪ ኣብ ሽግር ክትኣትዊ ወይ ኩተነጽልዮ ክደፋፍኣካ ኣይደልን እየ።" ኣብ ርእሲኣ ሓልዮት ከም ዘለኒ ገሊጸላ። ቃል ኪዳን ከይፈጸምካ ጓል ሰብ ኩተጥንስ ከፍርሓኒ መዓትዩ።

"ጥንሲ ኣፍሪሑካ እንተ ኾይኑ ፐሬድ ብምቁጽጻር ክከላኸሎ እኽእል'የ። ኣነ እዚ ኮንዶም ደስ ኣይብለንን'ዩ። ስምዒት ዝህበኒ ኣይኮነን።" ድሌታ ኣግሂዳ ገሊጻትለይ። ደንጸዩኒ ክምልሰላ ኣይከኣልኩን። "ስምዒት ከም ዘይህብ ከመይ ጌራ ፈሊጣቶ?" ዝብል ሕቶ ኣጨኒቑኒ። ምስ ካልኦት ብዘይኮንዶም ትራኸብ ከይትኸውን ድማ ጥርጣረ ሓዲሩኒ።

"ብዘይ ኮንዶም ክራኸብ ፍቓደኛ ኣይኮንኩን። ኣነን ንስኽን ተኣማሚንና ቅሉዕ ርክብ ክንገብር እንተድኣ ኴንና፡ መጀመርታ መርመራ ደም ክንገብር ኣሎና።" መትከለይ ገሊጸላ። ብሓሳበይ ተሰማሚዓ። ግና ንኽልቴና ምስ ስራሕ ስለ ዘይጠዓመና ውሳኔና ናብ ተግባር ከይተለወጠ ኣዋርሕ ሓሊፉ። ከም ልምድና ብኮንዶም ምርኻብ ቀጺልናዮ። እዚ ንየርዳኖስ ደስ ይብላ ኣይነበረን። ብኹሉ ኩነታታ ስግኣት ሓዲሩኒ። ድሕር'ዚ እየ ድማ፡ መርመራ ደም ክንገብር ወይ ክርሕቃ ዝወሰንኩ።

መርመራ ደም ክንገብር ናብ መመርመሪ ማእከል ጥዕና ኣምሪሕና። ብዘይ ኮንዶም ተራኺብ'ኳ ዘይፈልጥ እንተ ኾንኩ፡ ዝተሰምዓኒ ፍርሒ ክገልጸልኩም ዓቕሚ የብለይን። የርዳ እንድዒ ብውሽጣ'ምበር ብደገ ዝርኣ ፍርሒ ኣይነበራን። "ኣነ፡ ንስኻ እንተ ዘይኬንካ ካልእ ዘምጽኣለይ የለን።" ዝብል ውትሩ እትደጋግሞ ዘረባ ኣላታ።

ደም ሂብና ውጽኢትና ድማ ተነገርና። የርዳ ተሰካሚት ኤች.ኣይ.ቪ. ምኳና፡ ኣነ ግና ናጻ ምስ ተባሃልኩ፡ ኣይኣመንኩን። እንተ ንሳ ናብ ዕብድቲ ተቐይራ። ዘየዕብድ እውን የብላን። ሰሙን ምሉእ ከጸናንዓ ኣይከኣልኩን። ብድሕሪኡ ግና ብጭራሽ ምሳይ ክትርአ ኣይደለየትን። ሓዋ ምኳነይ ከእምና ዝገበርኩዎ ፈተነ ኣይተዓወተን። ኣብዚ ሕጂ እዋን ካብ ዘይርእያ ዳርጋ ኣዋርሕ ኣለኒ። እንተ ኣነ'ሞ ድሕሪኣ ናብ ጓል ኣንስተይቲ ተንከስ ምባል ገዲፈዮ። ሕጂኸ እንታይ ክደግም!!

ሓውኹም ሳምሶን

ሃብሮም

# “ሚስጢር ዓወተይ ኤርትራዊ ህርኩትነት እዩ”

## ዶክተር ኣማን ርእሶም

መሃዚ “Lab on DVD”

*ሄኖክ ፍረሚካኤል*

**ብ1976 ኣብ ኣስመራ ዝተወልደ ዶክተር ኣማን ርእሶም፡ ብ1984 ምስ ስድራቤቱ ናብ ሱዳን ተሰዲዱ። ድሕሪ ሰለስተ ዓመት ሽወደን ኣትዩ፡ ኣብ ዩቺፒንግ ትብሃል ንእሽቶ ከተማ ዓብዩ። ናይ ካልኣይ ደረጃ ትምህርቱ ድሕሪ ምዝዛሙ፡ ኣብ 2000 ብኬሚካል ኢንጅነሪን ናይ ማስተርስ፡ ኣብ 2005 ብባዮሜዲካል ኢንጂነሪን ናይ ፒኤችዲ ማዕርግ ካብ ከይ.ቲ.ኤች (KTH) ዩኒቨርስቲ ሽወደን ረኺቡ። ካብ 2005 ክሳብ 2008 ኣብ ሃርቫርድ ዩኒቨርስቲ ናይ ፓስት ቶክፈለውሺፕ ምርምር ኣካዪዱ። ኣብዚ እዋንዚ ኣብ KTH ዩኒቨርስቲ ብደረጃ ተሓጋጋዚ ፕሮፌሰር እናሰርሐ፡ ብውልቂ ሳይንሳዊ ምርመር ኣብ ምኪያድ ዝነጥፍ ዘሎ ኮይኑ፡ ዝያዳ ቤታ ኣብዚ ቀረባ እዋን ዝመሃዛ ናይ ዲቪዲ ላባራቶሪ – ብ”ኣማን ዲቪዲ” እዩ ዝፍለጥ። ምስኡ ሕጽር ዝበለ ዕላል ኣካይድና ኣለና። ሰናይ ንባብ።**



*** ዝተፈላለየ ዓይነት ትምህርቲ ከምዝተመሃርካ ካብ ድሕረ-ባይታኻ ክርዳእ ክኢለ ኣለኹ። እዚ እንታይ ፍሉይነት ፈጢሩልካ?**

- ኣብ ሓንቲ ጥራይ ኣይቦንኩን ጸኒሐ። ማስተርስ ክመሃር ከለኹ ኬሚካል ኢንጂነሪን ተማሂረ፡ ኣብ መወዳእታ ናይ ባዮቴክኖሎጂ ድሌት ኣሕዲረ። ናይ PHD ክጉብር ከለኹ ድማ ኤለክትሪካል ኢጀነሪንግ ዲፓርትመንት እየ ከይደ። እዚ መግበርየይ ከኣ ብዕላማ፡ ሞያ ክልውጥ ደልየየ። ኬሚካል ኢንጂነሪን ሒዘ ጸኒሐ ኤለክትሪካል ወሲኸ። ኣብ ፖስት-ዶክ ከኣ ድሕሪ phd ምውድኣይ፡ ልክዕ እተን ሒዘየን ዝጸናሕኩ መሳርሒታት (tolls) ቱልስ ከመይ ጌረ ናብ ናይ መርመራ (ድያግኖስቲክስ) መዓላ የውዕሎ ከኣ ናይ ሰለስተ ዓመት ተሞኩሮ ጌረ። እዘን 3 ሰለስት ዝተፈላለያ ዓውድታት ትምህርቲ ፍልጠት ሂበናኒ፤ ብተወሳኺ uiqe apportunity ፈጢረናለይ። ድሓር ከኣ ብዙሕ ዓይነት ትምህርቲ ዝቐሰመ ሰብ ኣብ ህይወቱ ብዙሕ ምርጫዊ ዘለዎ።

*** ዘጽናዕካዮ ዓውዲ እንታይ እዩ?**

- ብጥቕልሉ ክትዝረበሉ ከለኻ ‘ባዮሜዲካል ኢንጀነሪንግ’ ይበሃል። ኣብ ውሽጢ እንተኣቲኻ ኸኣ እቲ ዘጽንየ ዓይነት ትምህርቲ “ናኖ ቴክኖሎጂ” ይበሃል። እዛ ናኖ ቴክኖሎጂ ዝብለካ ዘለኹ ዓይነት ትምህርቲ ሕጂ ትንቀሳቐስ ዘላ ሓዳስ ትምህርቲያ። ናኖ ክበሃል ከሎ ብ10-9 እትግለጽ ኮይና፡ ዝተራቐቐ ወይ ዝማዕበለ ቴክኖሎጂ ክትጥቀም እትሕግዝያ። ካልእ ንናኖ ቴክኖሎጂ ፍልይ ዝበሎ ብዙሕ ሞያ ክትፈልጥ ስለትጉበረካ (multidisciplinary) ምኳኑዩ። ‘ናኖ ቴክኖሎጂ’ ኣብ ባዮሎጂ ጥራይ ኣይኮነን ዝሰርሓሉ። ኣብ ዓውድታት ቀነጠብ፡ ስኡቐመም፡ ሕሳብ፡ ዝተፈላለዩ ምስ ስኡ-ፍልጠት ዝራኸቡ ዓውድታት ይሰርሓሉ እዩ።

*** ስለምታይ ኢኻ ናኖ ቴክኖሎጂ ኩተጽንዕ መሪጽካ?**

- ቤቃ ምስ ኤርትራ ኩተኣሳስራ ስለ ዝደለኹ እየ ነዛ ናኖ ቴክኖሎጂ መሪጺያ። ናኖ ቴክኖሎጂ ንሕብረተሰብና ክቕይር ይኽእልዩ ዝብል እምነት ኣለኒ። እዚ ኸኣ ግሎባል ሄልዝ ኣፕሊኬሽን ጌርካ፡ ዓሶ ኤች.ኣይ.ቪ. ከመይ ጌርካ ትቃልሰን፤ እቲ ቃልሲ ቀጻሊ እንደዩ ቴክኖሎጂ ግን ይሕግዘካ። ኣብ ኤርትራ በዚ ኣገባብ’ዚ ኣብ ርሑቕ ገጠራት እኹል ዝርግሐ ዘለዎ (decentralization of laboratory) ናይ ላባራቶሪ ኣገልግሎት ንምቕራብ ካብ ዝብል ራኢ’ዩ።

*** እዛ ምሂዝካያ ዘለኻ ብ “lab on DVD” እትፍለጥ መሳርሒት ንምንታይ’ያ እትጠቕም? ህዝቢ ንDVD ምስ መዚቃን ሓበሬታን ብዘለዋ ዝምድናዩ ዝፈልጣ።**

- ሓቂ’ዩ ህዝቢ ንምዕቃብ ሓበሬታ፡ መዚቃ ምስማዕን ፊልም ብምርኣይን ጥራይ’ዩ ንዲቪዲ ዝፈልጣ። ሎሚ ግን ግዜ ተቐይሩ። እዛ ኣቕዲማ ብኸምዚ ኣገልግሎት ትፍለጥ ዝነበረት DVD ምሉእ ብምሉእ ኣብ biology ኣውዒልናያ ኣለና። እዚ ውጽኢት ናይ ኤለክትሪካል ኢንጂነሪንን ናይ ኦፕቲክስን’ዩ። እታ ዲቪዲ፡ እተን ዲቪዲ ድራይቭን ዲቪዲ ዲስክን እታ ላብ ንብላ ኸኣ ላባራቶሪ ማለት’ዩ። ብኸመይ ትሰርሕ እንተበልካ እዛ DVD ኣብ እትሕንበበሉ CENTIFIGER FORCE ዝበሃል ኣሎ። ንኣብነት መናፈሻ እንተወሲድና ዝዘውር መጻወቲ ወይ መዘናግዒ ኣሎ። እቲ ቅልጣፈ ናይ ሕምባበ ናይ’ዛ መጻወቲ

እናቐልጠፈ ምስ ዝኸይድ ናብ ደገ ገጽና እናወጻእና ኢና ንኸይድ። ኣብ DVD ድማ ተመሳሳሊ ቡቲ ቅልጣፈ'ቲ ብሳዕሊ ዝጠበ ማይ ካብ ውሽጢ ናብ ደገ እዩ ዝኸይድ። እዚ ሕጂ እንታይ ማለትዩ? ቅልጣፈ ናይ'ታ DVD እንተደኣ ሒዝናያ ብልክዕ ኣበይ ኣላ እታ ማይ ንፈልጣ ኢና። ግን እቲ መዚቃ ናይዚኣ ኣብ ውሽጢ እዩ ዘሎ። ዋላ ሓበሬታ'ውን ከምኡ። ንሕና ክልተ DVD ብሓባር ኣላጊብና ኢና ንጥቀም። ኣብ ውሽጢ መስመራት ፈጢርና። ኣብቲ መስመራት ዘሎ መኣዝናት ብልክዕ ስለ እንፈልጦ ብንጹር እታ ዘንጠበናያ ማይ ኣበይ ከምእትብጽሕ ንፈልጣ ኢና።

ነታ ማይ ሕጂ ናብ ደም ንቕይሮ ኣብዚ'ውን ብተመሳሳሊ ኣብቲ ናተይ ደም ዘሎ ዋህዮ ሓበሬታ ክትህበኒ ትኽእል እያ። ስለዚ እታ ንመዚቃ ከተገልግል ዝጸንሐት DVD ምሉእ ብምሉእ ናብ ሓደሽ ዓውዲ ከምዝኣተው ጌርናዮ። እዛ መሳርሒት እዚኣ ዝተፈላለየ መርመራታት ክተካይደላ ትኽእል፤ ብኡ መሰረት ከኣ ናይ ኤች. ኣይ. ቪ. መርመራ ክንገብር በቒዕና ማለት እዩ።

*** ዶክተር እንተዘይተጋግየ ካብ ኣዘራርባኻ ብጽት ከምዝለዉኻ ተረዲአ ኣለኹ። ሓቀይ ዶየ?**

- ኣይተጋገኻን ኣብ ትሕተይ 7 ተማሃሮ ኣለዉኒ። ኩሉ ባጀቶም ኣነ ይሸፍኖ ብኣይ ድማ ይመርሑ ብሓባር ከኣ ንሰርሕ።

*** ዕላማ ናይቲ ተካይድዎ ሳይንሳዊ ምርምር እንታይ እዩ?**

- ቀንዲ ዕላማና ዝተራቐቐን ዘተኣማምንን መሳርሒ ተመራማሪካ ናብ ካልእ መዓላ ከምዝውዕል ምግባርዩ። ላባራቶሪ ንክትገብር ዝዕንቅጸካ ዝተፈላለየ ሽግርዩ ዝገጥመካ። ካብኡ ናብኡ ኣብ ምምዕባል ዝርከባ ሃገራት ዝተማልአ ላባራቶሪ ንምውናንሲ ይትረፍ ንምጽጋኑ'ውን እንተኾነ ኣዝዩ ዓቢ ብድሆዩ ዝኾነን። ክንዲ ዝኾነ ኸኣ ከምቲ ዝድለ ኣብ ርሑቕ ገጠራት ናይ ላባራቶሪ ኣገልግሎት ኣሎ ምባል ዘድፍር ኣይኮነን። ስለዚ ቀንዲ ዕላማና እዛ ምሂዝናያ ዘለና ናይ ላባራቶሪ መሳርሒት "ላባራቶሪ ኣብ ዲቪዲ" ምስ ዘለዋ ናይ ዋጋ ብልጫን ምቹእነትን ኣብ ርሑቕ ገጠራት በጺሓ ህዝቢ ተጠቃሚ ንምግባርዩ።

*** ፍሉይነት ናይዛ መሳርሒት እንታይ እዩ?**

- እቲ ብመጀመርያ ዝጥቀስ ቅልጣፈዩ። ኣብ ሓጺር ግዜ ንሓደ ሕሙም ውጽኢት መርመርኡ ትህብ ብምዃና። ቡቲ ካልኣይ ደረጃ ኸኣ ናይ ላባራቶሪ መሳርሒታት ኣብ ዘይብሉ ትካል ጥዕና ክትጥቀመላ ይኽእላ። ንመጸገኒ ዝግበረላ ወጻኢ የለን፤ ኑቶም ቀተልቲ ዝኾኑ ሕማማት ናይ ምልላይ ዓቕሚ'ውን ኣለዋ።

ኣብዚ ሕጂ እዋን ኣብ ዓለም ኣስታት 70% ካብ'ቲ ኣብ ገጠር ዝነብር ህዝቢ ናይ ላባራቶሪ ተጠቃሚ ከምዘይኮነ እዩ ዝግለጽ። ንዕኡ ክትብጽሖ እንተ'ኼንካ ሓድሽ ቴክኖሎጂ ከተተኣታቱ ኣለካ። እዛ ናትና ምህዞ ኣብዚ ዓቢ ተራ ክትጻወት እያ። ኣብ ዋጋ እንተመጺና ኸኣ እታ 'ፍለው ሳይቶ ሜትሪ ላባራቶሪ' ልዕሊ 20 ሽሕ ዶላር ክበጽሕ ከሎ፡ DVD drive'ን DVD disc'ን ናይ'ዛ " DVD ON LAB" ግን ካብ 200 ዶላር ዝሓልፍ ኣይኮነን።

ብዘይካ'ዚ ናይ'ዛ መሳርሒት ናይ ምልላይ ደረጃ ብቕዓት ክሳብ 1 ማይክሮ ሜትር'ዩ ዝበጽሕ። እዚ ምስ'ቲ ናይ DVD OPTICS ዝተተሓሓዘ እዩ። እዚ'ዩ ድማ ነዛ መሳርሒት እዚኣ ፍልይቲ ዝገብራ። ብዙሕ ዝተራቐቐ መሳርሒታ'ኳ እንተሎ፡ ግን ንሓደ ዓይነት ቫይረስ ጥራይ እዩ ዝርኢ። ናይዚኣ ግን እቲ 'ፕላትፎርም' ብምርጫ'ኻ ስለዝውሰን ንዘደለኻዮ ቫይረስ ክትምርምር ትኽእል ኢ'ኻ።

*** ዶክተር ኣማኑ ብዘይካ ንኤች.ኣይ.ቪ. ንኻልኦት ዓይነት ሕማማት'ውን ክትምርምር ትኽእል ማለት ድዩ?**

- ብርግጽ። እቲ ሚስጢር ኣብ'ታ DVD DISC እዩ። ክስራሕ ከሎ ንካንሰር፡ ንቲቢ፡ ንዓሶ፡ ንኤች.ኣይ.ቪ. እናተባህለት እንተተሰርሓ ንዝተፈላለየ ሕማማት ኣብ ምልላይ ጸገም የብላን።

እዛ መሳርሒት እዚኣ ሓደ ማይክሮ ሜትር ሪዞልሽን ኣለዋ። ንኣብነት ጸጉርና 100 ማይክሮ ሜትር እዩ፡ ምርጉዱ፡ ወይ ከኣ 0.1 ሚሊ ሜትር፡ ሕጂ ሓደ ሚእታዊት ናይ ጸጉርና ምርጉዱ ኢና ንርኢ ዘለና። ሕጂ እዝም ናትና ዋህዮ (cell) ንምንታይ ቀያሕቲ ዋህዮታት ደም ጸዓዱ ዋህዮታት ደም ኢሎም ይቀያየሩ። ቀያሕቲ ዋህዮታት ደም ዳርጋ 3 ማይክሮ ሜትር እዩ። ጸዓዱ ዋህዮታት ደም ከኣ ካብ 7 ክሳብ 15 ማይክሮ ሜትር። ስለዚ እዝም ኣብ ኣካላትና ዝርከቡ ዋህዮ ከለልየም ንኽእል ኢና። ካልእ ባክተርያ እንተኣለካ ካብ 1 ማይክሮሜትር ንላዕሊ ክኸውን ኣለዎ። ናይ'ዛ መሳርሒት እዚኣ ናይ ምልላይ ዓቕሚ ኣብ ባክተርያ እዩ ዝውድእ።

በዚ ኣገባብዚ ቫይረስ እንተኣለካ ክንርእዮ ኣይንኽእልን ኢና። ነዚ ንምግባር ግን ዝመሃዝናዮ ሜላታት ኣሎ። ነታ ናኖሜተር ናቶም ከመይ ጌርና ልዕሊ 1 ማይክሮ ሜትር ንገብራ። ንኣብነት ካብቶም ኣብዚ እዋንዚ ዝሰርሓሉ ዘለና፡ ናይ ኤች. ኣይ.ቪ. መርመራ፡ ዓሶ፡ ዓባይ ሰዓል፡ መንሽሮ ትሮፒካል ዲዝዝ፡ ኣፍሪካን ስሊፒን ሲክነስ እዮም። ነዞም ዓይነት እዚኦተን ብማዕረ ንርእየን ኣለና። ነታ ናይ ቫይረስ ዝበልኩኻ እንታይ ኣሎ፡ ኩሉ ግዜ ዋህዮ ፕሮቲን DNA እዩ እቲ ናትና ኣካል። ሕጂ ፕሮቲን እንተለካ ELISA ዝተባህለ ኣሰይ (መርመራ) ኣሎ ELISA ንሰርሕ። DNA (ናይ ኣካላትና ካርታ) እንተለካ ኸኣ Microarray ዝበሃል ኣሎ ንዕኡ ንሰርሕ።

*** እቲ ቀንዲ ኣተኩሮኹም ናበይ ዝቐንዐ?**

- ንሕና ኣብ ምምዕባል ናብ ዝርከባ ሃገራትዩ ኣተኩሮና። ነቲ ኣብ ዓበይቲ ሆስፒታላት ተተኺሉ ብኽኢላታት እናተመርሐ ዝተፈላለየ ዓይነት ሕማማት ዝምርምር ላባራቶሪ ክውንና ስለ ዘይከኣላ፡ ነዚ ሕጽረት ንምምላእ ካብ ዝብል ዕላማ ኢና ጠሚትና ናብ ሃገራት ሳልሳይ ዓለም ዝኸድና። እዚ ማለት ግን ንምዕቡል ዓለም ኣየድልን እዩ ማለት ኣይኮነን፤ ምኽንያቱ ኣብ ዋጋ ዘሎ ፍልልይ ዓቢ ስለዝኾነ። ቡቲ ካልእ ከኣ POINT OF CARE DAGNOSTIC እዚ እንታይ ማለትዩ፡ ሕሙም ኣብ ዘለዎ ቦታ BED SIDE ኣለይቲ ሕሙማት፡ ሕሙም ደቂሱሉ ኣብ ዘሎ ክፍሊ ኮይንካ ውጽኢት ናይ ዝተኣዘዘ መርመራ፡ ኣብ ሓጺር ግዜ ንዶክተር ከተቕርብ ይከኣል ብምዃኑ ቡቲ ሓደ፡ ዲቪዲ ናይ ልዕሊ 30 መርመራዊ መጽናዕቲ ዝተኻየዶ ብምዃኑ ኸኣ ቡቲ ካልእ፡ ምዕቡላት ሃገራት ነዚ ንምስፍሕፋሑ ይሰርሓ ኣለዋ።

*** ዲቪዲ ምስ ምምዕባል ቪድዮ ስትሪሚንግ ተቐባልነቱ ከይጎድል ስግኣት ከምዘሎዩ ዝግለጽ? እዚ ስክፍታ ኣይፈጥረልካን ዶ?**

- ኩሉ ሰብ ክርድኦ ዘለዎ ነጥቢ ኣሎ። መጀመርታ ዲቪዲ ንምንታይ ተባሂሉ ተሰሪሑ? ሕጂኸ ኣብ ምንታይ ኣለና? ቴክኖሎጂ ይሕምብብ እዩ ዘሎ። እቲ ኣገዳሲ ግን ቴክኖሎጂ ድሮ ማዕቢሉ እዩ፡ ተዘርጊሑ'ዩ። ዓመታዊ ሚልዮናት ዲቪዲ'ዩ ኣብ ዕዳጋታት ዓለም ዝቐርብ። ካልኣይ ከኣ ብዙሓት ኩባንያታት እንታይ ይገብራ ኣለዋ፡ ዲቪዲ ልዑል ብቕዓት ስለዘለዎ እተን ዓበይቲ ትካላት ከም መኽዘኒ ሓበሬታ ይጥቀማሉ

እየን። ንኣብነት ንዲቪዲ ዘፍረያ ኩባንያታት SONYን PHLIPSን ተራብይት ካፓሲቲ ዘለዎ ንኸፈጥሩ ኣብ ስምምዕ በጺሖም ኣለው። ሕጂ ስክፍታታት የብልናን እቲ ቴክኖሎጂ ክመውት እዩ ኢልና። ብኣንጻሩ ንሕና ኑቲ ኣብ ኢጋ ምብቅዑ ዝለበረ ቴክኖሎጂ ናብ ካልእ መዓላ ብምውዓል ቀጻልነቱ ኢና ነረጋግጽ ዘለና ማለትዩ፡ ስለዚ ኣየሰክፍን እዩ።

*** ዶክተር ኣማን፡ ሓንቲ DVD disc ክንደይ ግዜ መርመራ ክንገብረላ ንኽእል?**

- እታ ናብ ዲቪዲ ዝለጠበት ደም ንውሽጢ እያ ትተርፍ። ኣብ ካልኦት ዓይነት ሕማማት ክሳብ 100 ዝኸውን መርመራታት ክተካይድ ትኽእል ኢኻ። ኣብዚ ናይ ኤች.ኣይ.ቪ. ግን ሓንቲ ዲስክ ክሳብ ሸሞንተ ሰባት ክምርመሩሉ ይኽእሉ። ዲቪዲ ካብ ፕላስቲክዩ ዝስራሕ፡ ዝተፈላለያ ካምፓኒታት ናብ ዕዳጋ ብብዝሒ ከቕርብኦ ስለዝኽእላ፡ እንተተኻኢሉ ሓንቲ DVD ንሓደ ግዜ ጥራይ ክትምርምረሉ ይከኣልዩ።

*** እዞም ዝተፈላለዩ ሕማም ናይ ምልላይ ዓቕሚ ዘለዎ መሳርሒት መዓስያ ናብ ኣገልግሎት ክትውዕል?**

- ትጽቢተይ ምስ ናሽናል ሂልዝ ላባራቶሪ ደዩ ዋላ ምስ ኦሮታ መዲካል ስኩል፡ ካልኦት ኣብዚ ዓዲ ዘለዋ ኮለጃት ተሓባቢርና ክሰእትወን ስለንኽእል፡ ንኻልእ ዓይነት ሕማም ኣብ ምምርማርውን ክትውዕል'ያ። ስለዚ ቡተን ዘለዋና ውሱናት ባጀት ከመይ ጌርና ኑተን ዘድልያና ሃገራት ትዝርግሕ...? ኤርትራዊ ስለዝኾንኩ ኸኣ ቀዳምነት ንኤርትራ ሂብ ናብ ኤርትራ ከእትዋ እደሊ።

*** ዋላኳ ኣብ ኤርትራ እንተተወለድካ ኣብ ስደት ኢኻ ዓቢኻን ተማሂርካን። ምስ ሃገርካ ዘለካ ምትእስሳር እንታይ ይመስል ዶክተር?**

- ዋላ'ኳ ኣብ ስደት እንተዓበኹ ኣቡቲ ኮሚዩኒቲ ምስ ብዙሓት ማሕበራት እየ ሰሪሐ። ምስ ኮሚቴ ፌስቲቫል እሰርሕ እየ። sewdish Eritrean forum for cooperation development cooperation እትብል ብኤርትራውያን ዝተመስረተት ማሕበር ምኳናያ፤ ምስ ሃገራዊ ማሕበር ዓይነ-ስውራን ብምትሕብባር ምህናጽ መፍረ ደርሁን ማእከል ስልጠናን፡ ከምኡ ኸኣ "ብርሃን ምስ ህዝብና" ዝብል ስም ናብ ሃገር ናይ ጸዓት ቆጸርቲ እትልእኽ ፕሮጀክትውን እነጥፍ እየ። እዚ ኹሉ ናይ ሓባር ስራሕዩ። ኣነ ብውልቀይ ክገብሮ ዝኽእል ብዘለኒ ሞያ ኣብ ዝተፈላለያ ትካላት ሃገርና እጃመይ ምብርካት



እዩ፤ ይጀማምሮ ኣለኹ ክቕጽሎ'ውን እየ።

*** ሃገራት ኣፍሪቃ ብድኽነትን ድሕረትንየን ዝፍለጣ። ነዚ ምስሊዚ ንምልዋጥ ኣፍሪቃውያን ተመራመርቲ ናይ ሓባር መድረኽ ናይ ምፍጣር መደብ ኣለኩምዶ?**

- ኣነ ከም ኤርትራዊ ኣፍሪቃዊ መጠን ካብቲ ዘካይዶ ሓፈሻዊ ሳይንሳዊ ምርምር እቲ 25 ሚእታዊት ንኣብ ምምዕባል ዝርከባ ሃገራት ዘሸግር ሕማማት ኣብ ምጽናዕን መፍትሒታት ኣብ ምቕራብን እየ ዘሕልፎ። እዛ ናይ ኤች.ኣይ.ቪ. ምርምር ብምርጫይ ናብ ናይ ካንሰር ስራሕ ምለወጥክዋ ነይረ፡ ግና ብዝኾነ ምስ ዘሎ ወህብ ኩነታት ኑተን ካልኦት ዓይነት ሕማማትውን ንሰርሕ ኣለና። ናብ ሕቶኻ ንምምላስ ብኣህጉር ደረጃ ኣብ ቀረባ መጻኢ ሓደ ዋዕላ ከካይድ ኢና። ነዚ ቴክኖሎጂ'ዚ ብኸመይ ንዝርግሖ? ኣፍሪቃዊ ዓቕሚ ብኸመይ ክንጥቀመሉ ንኽእል ኣብ ዝብሉን ካልኦት ኣገደስቲ ነጥብታትን ክንዘራረብ ኢና ዝብል እምነት ኣለኒ።

*** ዶክተር ኣማን፡ ኣብ ከይ. ቲ. ኤች. ዩኒቨርስቲ ናይ መጀመርታ ኤርትራዊ ኣፍሪቃዊ ተመራማሪ ናኖ-ቴክኖሎጂ ኢኻ። ኣብ ስደት ኬንካ ኣብ ከምዚ ደረጃ ምብጻሕ ቀሊል ኣይኮነን እሞ፤ እንታይ መሰናኽላት ይገጥመካ ነይሩ ብኸመይ ከ ትሰግሮ ኔርካ?**

- ናይ ባህሊ ፍልልይ እኳ እንተሎ፡ እቲ ዝዓበየ ብደሆ ስደተኛ ምኳንዩ። ማለት ኣድልዎ (discrimination) እዩ። ነዚ ክብደሆ ዝሓገዘኒ ኸኣ እቲ ናይ ስድራቤት ሞራል'ዩ። ግድን ኣይኮነን ስድራቤትካ ምሁራት ክኾኑ፡ እንታይ ድኣ ባይታ ዘጣጥሕ ደገፍ ዝገብሩ ኣለዎም። ምስኡ ኸኣ ውልቃዊ ጻዕርን ተብግሶን፡ ከምኡ'ውን ኪኖ ሎሚ ንመጻኢ ሓሰብ ብምስርሒይ'የ ዝሰግሮ ነይረ። ብዝኾነ ይኹን መምዝኒ ካብ መማህርተይ በሊጸ ክርከብ ኣበርቲዐ እጽዕር ነይረ። ተዓዊተሉ ኸኣ።

*** ዝበዝሐ ካብ ዕድሜኻ ኣብ ትምህርቲ ኢኻ ኣሕሊፍካዮ። ሕጂ'ውን ኣብ ምርምር ኢኻ ዘለኻ። ናብዚ ደረጃ'ዚ ክብጽሓካ ዝኽኣለ ሚስጢር እንታይ እዩ?**

- ሚስጢር ዓወተይ ኤርትራዊ ህርኩትነት እዩ። እታ ስኢ ምንካስ፡ እታ ኒሕ ኣላ። ኣነ ኸኣ ተስፉ ኣይቆርጽን እየ። (give up) ዝብልዎ ነገር ኣብ'ቲ ኣእምሮይ የብለይን። ሓንቲ ነገር ክገብራ እየ እንተኢለ ይድኸመላ እየ። እቲ ንዓይ ኣገዳሲ ኮይኑ ዝስምዓኒ ካብ ባህልና እዛ ስኢ ምንካስ እያ። ሓንቲ ነገር ኣየፈልጣን እየ ኢልካ ተስፉ ዲኻ ክትቆርጽ፡ (give up) ዲኻ ክትገብር ወላ ክትፈልጣ ትጽዕር፡ (dig in) ጌርካ ክከም ዓቕምኻ ትኸውን? ካልኣይ ከኣ ምስ ግዜ ኑብሰኻ እናፈለጥካያ ኢኻ ትኸይድ። ሰብ እንታይ ይመስሎ ኣነ ሕጂ ንፉዕ ዝሰበርኩ ይመስሎም ከምኡ ግን ኣይኮነን። ኣነ ጻዕራም ጥራይ እየ። ዕላማይ ኣለልየ ድማ ብልክዕ እወቅዕ።

* ዓወት ይምነየልካ ዶክተር ኣማን የቐንየለይ።

- ኣነውን ኣመስግን።

## ወግዒ ብሓሳባት

# ምቑጣብን ምዝራውን ብመንጽር ባህሊ

ኣሴር ሰሎሞን

ኣብ ባህሊን መንብሮን ሕብረተሰባት ዓለምና ዓሚቑ መጽናዕቲን ምርምርን ዘካየዱ ሊቃውንቲ ስነ-ሕብረተሰብ፡ “ባህሊ ስእነት”ን “ባህሊ ርኽበት”ን ኢሎም ዝገልጽዎ ክልተ ባህርያት ናይ ኣህዛብ ኣለዉ። ባህሊ ስእነት ዝብልዎ፡ ብኣዝዩ ከቢድ ሽግር ወይ ሕሱም መዋእል፡ ብስእነትን ጥሜትን ዝሓለፉ ሕብረተሰባት ዘማዕበልዎ ናይ ኣነባብራ ልምዲን ስርዓትን ክኸውን እንከሎ፡ “ባህሊ ርኽበት” ድማ፡ ኣብ ሃብታም ባህርያዊ ኣከባቢ ዝነብሩ ሕብተሰባት ዘለዎም ልምዲ እዩ። እቲ ዘገርም፡ ዋላ ዘመን እንተተቐየረን ዝተፈላለየ ምዕባለታት እንተመጸን፡ ማለት እቲ ጽጉም ዝነበረ ርኹብ እንተኾነ፡ ወይ እቲ ርኹብ ዝነበረ እንተስኣነ፡ እቲ ሓንሳብ ኣብ ሕብረተሰብ ዝሰረተ ባህሊ ብቐሊሉ ዘይቅየር ምዃኑ እዩ። ከመይሲ፡ ከም ባህሊ ገይሩ ንምቕያሩ ዝኸብድ የልቦን።

ኤውሮጳውያን፡ ከምዚ ሎሚ ብስነ-ፍልጠታዊ ምርምርን ቴክኖሎጂን ንባህርይ ተቈጻጺሮም ኣኽል ታርፍ መግቢ ኣብ ምፍራይ ከይበጽሑ፡ ብኣዝዩ ከቢድ ሽግርን ጥሜትን እዮም ሓሊፎም። እቲ ንብዙሕ ኣዋርሕ ብበረድ ዝሽፈን መሬቶም ከምቲ ኣብ ትሮፒካዊ ክፋል ዓለምና ዘሎ መሬት፡ ንኣታኽልቲን መፍረ እንስሳታትን ምቹእ ኣይኮነን። በዚ ድማ ብዙሕ ጽዒሮም ውሑድ እቶት እዮም ዝረኽቡ ነይሮም። ምስዚ ጸገም’ዚ ተኣሳሲሩ ድማ፡ ዘማዕበልዎ ናይ ኣነባብራ ልምዲን ባህልን ኣሎ። መቑነን ኣብ ሽሓኒታት ተኻፋፊልካ ናይ ምምጋብ ልምዲ ንኣብነት፡ (ጣልያን ይፋተው እሞ በብያትኦም ዝብል ኣዘራርባ እውን ኣሎ) ነቲ ዝርካቡ ውሑድ መግቢ ብማዕረ ከይተወጻጸዕካ ንኽትማቐሎ ተባሂሉ ዝተኣታተወ ካብ ስእነትን ሽግርን ዝነቐለ ባህሊ እዩ። ንባዕሉ ትሕዝቶ ዘይብሉ ነቲ ካልእ ሊጋስ ክኸውን ስለዘይክእል ድማ፡ ኣብ ባህሊ ኤውሮጳ ልግሲ ዝበሃል የለን። ሓድሕድ ምትሕግጋዝን ምግብባዝን ብኣዝዩ ውሑድ መጠን እንተዘይኮይኑ ዳርጋ ልሙድ ኣይኮነን። እዚ ሎሚ፡ ከም ምዕባለ ተወሲዱ ኣብ ምሉእ ዓለም ተኣታቲዩ ዘርከብ፡ ዕምባባ ናይ ምውህሃብ ባህሊ እውን መበገሲኡ ስእነት እዩ። ኣብ ዝኾነ ናይ ሓጎስ ኣጋጣሚ፡ ንዓርኪ፡ ፈታዊ ወይ ዘመድ ክትህቦ እንትኽእል ጥሪት ወይ እኽሊ ስለዘይነበረ፡ ካብ ከባቢኻ ዕምባባ ቀንጢብካ ብምውሳድ ሓጎስካ ምግላጽ ናይ ስእነት ባህሊ እዩ። ስእነት ኣብ ዘለወሉ ንጽባሕ ድሕሪ ጽባሕ ክትሓስብን ክትሓልን ስለትግደድ ድማ፡ ናይ ምኽዛንን ምቑጣብን ባህሊ እውን መበገሲኡ ሽግር እዩ። ዘሎካ ትሕዝቶ ክትነግርን ከተርኢን ናይ ዘይምድላይ ናይ ጉርሒ ጠባይ እውን መበገሲኡ እዚ ዝተጠቕሰ ጸገም እዩ። ኩሉ’ዚ ባህርያት’ዚ ኣብ ዓውዲ ትምህርቲ ስነ-ሕብረተሰብ “ባህሊ ስእነት” ተባሂሉ እዩ ዝጽዋዕ። ስእነት ዝፈጠሮ ባህሊ ንምባል እዩ።



ብኣንጻሩ ኣብ ከም ኣፍሪቃ ዝኣመሰለ ትሮፒካዊ ክፋል (ሃሩራዊ ክልል) ዓለምና ዝነብሩ ሕብረተሰባት፡ መሬቶም ንመፈረ እንስሳታት ኮነ ኣእካል፡ ኣሕምልትን ፍረታትን እምብዛ ምቹእ ብምዃኑ፡ እቲ ቀደም ዘመን ብመግቢ ክሳብ ክንዲ’ቲ ይጽገሙ ኣይነበሩን። ብዙሕ ከይሃለኽካ፡ ኣብ ከባቢኻ ዝርከብ ባህርያዊ ፍረታት እናለቐምካ ክትምገብ ትኽእል። ዝህድኑን ዝንሰዩን እንስሳታት እውን መሊኦም እዮም። ብሓጺሩ ትሮፒካዊ ክፋል ዓለምና፡ ዓዲ እኽሊ፡ ፍረታት፡ ከብቲ፡ ጸባ፡ ጠስሚን መዓርን እዩ። ከም ውጽኢቱ ኣብ ከምዚ ዝኣመሰለ ከባቢ ዝነብሩ ሰባት

ኣዝዩ ሊጋስ፡ ብቂን ምኽዛንን ዘይፈልጥ፡ ብጽባሕ ዘይግደስ ባህሊ እዩ ዘለዎም። “ባህሊ ርኹባት” ተባሂሉ ድማ ይጽዋዕ። ኣብ ካልእ ከይከድና ኣብ ሕብረተሰብና ዘሎ ባህሊ ናይዚ ጉሉሕ ኣብነት እዩ። ኣብ መኣዲ እቲ ክበልዕ ዝተቐረበ ሰብ ክውድኦ ዘይክእል እንጀራ ናይ ምቕራብ ልምዲ ኣለና። መኣዲ ተረፍ እንተዘይተላዒልዎ ሰብ ዝጸገበ ኣይመስለናን። ጋሻ እንተመጺኡና፡ ዝብላዕን ዝስተን ክንቀራርብ ንጓየ። ካብ ገዛ ወጻኢ፡ ኣብ ኣብያተ መስተን መግቢን እውን ንዝረኽብካዮ ክትጋብዝ ናይ ምድላይ ባህርይ ኣሎና። ኣብ ዝተፈላለየ ናይ ሓጎስን ሓዘንን ኣጋጣሚታት ንዘመድ ፈታዊ፡ ዝብላዕን ዝስተን ሒዝና ኢና እንበጽሖ። ኣብ መዓልታዊ ህይወትና ድማ፡ ሽግር ከምዘይብልና፡ እኳ ድኣ ኣኽል ታርፍ ትሕዝቶ ከምዘሎና ክንመስል ኢና እንህቅን። ቅሩብ ትሕዝቶ ምስዝህልወና ድማ፡ ሃብትና ከነርኢን ክንጀሃርን ኢና እንፍትን። ካብ ዘይብልና፡ ተለቂሕና ተመርቂሕና እንገብሮም ጠገለ ዘይብሎም ውራያት፡ መርዓ፡ ጥምቀት፡ ተስካር፡ መመረቕታ ተማሃሮ ወዘተ. ናይዚ ሓሻሺ ናይ ርኣዩለይ ስምዑለይ ባህሊ (ባህሊ ርኹባት) ነጸብራቕ እዮም። “ንጽባሕ ዝብል ኣየጽብሓሉ”፡ “ካብ ንዓመታ ደርሆ ሎምዘበን እንቋቑሖ”፡ “ከብድኻ ሓምሊ ምልኣዮ ዝባንካ ሰብ ኣይርኣዮ” ዝብሉ ምስላታት ደጋጊምና እንሰምዖም እዮም። እዞም ምስላታት እዚኣቶም ንኣህላኺን ሓሻሽን ልምድናን ባህልናን እዮም ዝገልጹ።

ኣቐዲሙ ከምእተጠቕሰ፡ ባህሊ ሓንሳብ ኣብ ሕብረተሰብ ምስ ሰረተ ብቐሊሉ ዝቕየር ኣይኮነን። ኣብዚ ዘሎናዮ ዘመን፡ ኤውሮጳ ሳላ ምዕባለ ስነፍልጠትን ቴክኖሎጂን ንዓሰርተታት ዓመታት ዝሸይድ ናይ መግቢ ትሕጃን ዘይተኣደነ ሃብቲን ዝርከቦ ኣዝዩ ሃብታም ኣህጉር ኮይኑ ይርከብ። ቤልጁም ሓንቲ ንእሽቶ ሃገር ኣብ ኤውሮጳ እያ። ብሃብቲ ክትርእያ እንከለኻ ኣብ ዓለም ምስተን ቀዳሞት እትስራዕ ሃገር ኣይኮነትን። የግዳስ ዓመታዊ ጃምላ ሃገራዊ እቶታ ክንዲ ናይ ኩለን ሃገራት ኣፍሪቃ እዩ። እቲ ኣብ መንጎ ኣፍሪቃን ካልእ ዓለምን ዘሎ ናይ ሃብቲ ጋግ እምበኣር ክሳብ ክንዲ'ዚ ኣመና ገፊሕ እዩ። በዚ መንጽር'ዚ ክርአ እንከሎ ኣፍሪቃውያን ዘለና ድኽነት መዐቀኒ የብሉን። የግዳስ፡ እቲ ቀደም ዝሰረተ ናይ ርኹባት ባህሊ፡ ኣብ ኣፍሪቃ ከምዝነበሮ ክቕጽል እንከሎ፡ ኣብ ኤውሮጳ ድማ ብተመሳሳሊ እቲ ብስእነት ዝተኹስኰሰ ባህሊ፡ ምስዚ ኹሉ ዝተኹመረ ሃብቲ ኣይተቐየረን። ኣብ ዝተፈላለየ ኣጋጣሚታት ኣፍሪቃዊን ኤውሮጳዊን እንተተራኺቦም ንኣብነት፡ እቲ ንጽባሕ ትሕጃ ዘይብሉ ድኻ ኣፍሪቃዊ እዩ፡ ነቲ ሃብታም ኤውሮጳዊ ዝጋብዞ። ኤውሮጳዊ ካብ ገንዘቡ ኣውጺኡ ንካልእ ከሐሽሽ ፍጹም ክሓስቦ እውን ኣይክእልን። ከምኡ ዓይነት ባህሊ የብሉን። በባህልኻ ጥዑም ስለዝኾነ ከኣ፡ ኣፍሪቃውያን ነቲ በቓቕ ባህሊ ኤውሮጳውያን ፈጺሞም ኣይፈትውዎን። እኳ ድኣ ይፍንፍንዎ። ኤውሮጳውያን ብግደኦም፡ ንባህሊ ኣፍሪቃውያን ከም ዕሽነትን ኣርሒቕካ ዘይምሕሳብን ይቖጽርዎ።

ኣመጻጽኣ ባህሊ ድኽነትን ርኽበትን ከምዚ ዝተጠቕሰ ኮይኑ፡ እቲ ንዓለምና ዝለወጣ፡ ምዕባለን ብልጽግናን ዝወለደ ባህሊ ግን፡ እቲ ናይ ርኹባት ባህሊ ዘይኮነ፡ እቲ ኣብ እዋን ጸገምን ሕሰምን እተኹስኰሰ ባህሊ ስእነት እዩ። ባህሊ ርኹባት ግን ብዘይካ ሃልኪ ብምብዛሕን ጸጋታት ብምብኻንን ናብ መዋጽኦ ዘይርከቦ ድኽነት ክሸምም ካልእ ምዕባለ ከረጋግጽ ኣይተራእየን።

ከምዝፍለጥ ኣብ ዝተፈላለየ ኣጋጣሚታት፡ እቲ ካብ ነዊሕ ሰሪቱ ዝጸንሐ ሓሻሺ፡ ኣህላኺን ዘራዊን ባህሊ ከነወግድ፡ ውራያትና ጠገለ ክንገብረሉ፡ ናይ ምቑጣብን ምውህላልን ባህሊ ከነማዕብል ሓሳባት ክቐርብ፡ ክትዓት ክካየድ፡ እንሓንሳብ እውን ወጻኢታት ንምውሓድን ውራያት ንምጽባብን ዝዕላማኡ ሕጋጋት ብደረጃ ከባቢን ኮማትን ክወጽእን ንምትግባሩ ጻዕርታት ክካየድን ይፍተን እዩ። ግን ኣብ ሕብረተሰብ ዝሰረተ ባህሊ ምቕያር ኣዝዩ ከቢድ ስለዝኾነ፡ ሰማዒን ሰዓቢን ስኢኑ ይፈሽል።

ሊቃውንቲ ስነ-ኣእምሮን ስነ-ቁጠባን ይኹኑ ክኢላታት ምሕደራ ግን፡ ከምዚ ዝዓይነቱ ኣተሓሳስባን ኣከያይዳን፡ ፍጹም ኣይድግፍዎን እዮም። ብመዳይ ስነኣእምሮ፡ መርኣያ ጃህራን ኣንነትን፡ ከምኡ እውን ጉድለት ነብሰ ግትኣትን ዘይምጽዋርን ክኸውን እንከሎ፡ ብዓይኒ ቁጠባ ጠንቂ ድሕረትን ድኽነትን፡ ብኣመላኻኽታ ስነምሕደራ ድማ ብውጥን ዘይምምራሕ ምኳኑ እዮም ዘርድኡ። ኣርሒቖም ዘይጥምቱ ሰባት ካብ ድሒርካ ወይ ኣዋህሊልካ ዝርከብ ዝዓበየ መኽሰብ ዕለታዊ ዕግበት ከምዝመርጹ፡ ብኣንጻሩ ኣርሒቖም ዝጥምቱ፡ ካብ ግዚያዊ ባህታን ዕግበትን ነብሶም ብምግታእ፡ ናይ ሓዋሩ መኽሰባት ከምዘቋምቱ ድማ የረድኡ። ነዚ ዘራጉድ፡ “ህይወት ብሃውሪ ንዝምርሐ ትራጀዲ፡ ብውጥን ንዝኸዱ ኮሜዲ እያ” ዝብል ጥቕሲ ኣሎ።

ዝኾነ ህዝቢ፡ ሃብቲ ከኻዕብት ጥራይ ዘይኮነ፡ ብኹሉ መዳይ፡ ማለት ብጥዕና፡ ብትምህርቲን ካልእ መዳያት ህይወትን ምዕባለን ብልጽግናን ከረጋግጽ ክፉት ዕድል ኣለዎ። ምዕባለን ብልጽግናን ኣብዛ ዓለም ንውሑዳት እተዓደሎም ወይ እተገልጸሎም ምስጢር ኣይኮነን። ድኽነት ኩነተ ኣእምሮ እምበር ስእነት ኣይኮነን። እዚ ማለት ድኽነትን ድሕረትን ነጸብራቕ ባህሊን ኣተሓሳስባን ምኳኑ እዩ ዘረድእ። ስልጣነን ብልጽግናን ከኣ ናቱ ባህሊ ኣለዎ። ዝርወትን ብኽነትን ዘተባብዕ ልዕሊ ዓቕን ናይ ምህላኽን ዘይምቑጣብን ባህሊ፡ ባህሊ ስልጣነ ኣይኮነን። ስለዚ ናብ ስልጣነ ንምብጻሕ ግድን እዚ ባህሊ'ዚ ክውገድ ዘለዎ እዩ። “ቅድሚ ወርቂስ፡ ወርቂ ልቢ ይሃብካ” ዝብል ምስላ ኣቦታት ኣሎ። ወርቂ ዝኾነ ልቢ እንተዘይብልካ፡ ወርቂ እንተረኸብካ እውን ክትጥቀመሉ ኣይኮንካን ንምባል እዩ። ኣብዚ ዘለናዮ ዘመን እቲ ቀንዲ መግለጺን ውሕስነትን ሕብረተሰባት ቁጠባዊ ሓይሊ እዩ። ቁጠባዊ ሓይሊ ዝፈጥር ባህሊ ድማ፡ እቲ ሃልኪ ናይ ምውሓድን ጸጋታት ናይ ምውህላልን ባህሊ እምበር እቲ ዘራዊን ሓሻሺን ባህሊ ኣይኮነን።

# ሓይሊ ሓሳባት

ኤፍረም ሃብተጻዮን

እዚ ጽሑፍ፡ ካብ መቕድም ናይ'ታ ብደቪድ ስዋርተዝ ዝተዳለወት 'the magic of thinking big' እትብል መጽሓፍ ዝተወሰደ እዩ። ንሓይሊ ሓሳባት ዝገልጽ ኣገዳሲ ጽሑፍ ኮይኑ ስለዝረኸብክዎ ኸኣ ገለ ለውጢ ብምግባርን በዛ ናተይ ግጥሚ ኣሰንየ፡ ናብ ኣንበብቲ ኩበጽሓ ሰናይ ኮይኑ እስምዓኒ።

ሓሳባት

ርቀት 'ቲ ሓይሊ፣ ከውሒ ዘፈልፍል

ርግኣት መንፈሱ፡ ማዕበል ዘዘሕል

መለኮታዊ ሓይሉ፡ ሞት ዝስዕር

ቡቲ ሓይሉ፡ ርዝሖት ንግስኑ፡

በልጺጉ ዝኾበር፡ ዓቢ ሓሳብ ዝሓስብ

ከቢሩ ዝኾበር፡ ሓይሊ ሓሳባት ዝሸሰብ!

ብኣንጻሩ!

እቲ ሃሳዪ መዳዩ፡ 'ቲ ግናዩ

ተንኮል ኣሊሙ ሰናይ ዝዘርግ

ውዲት ጠጂኡ፡ ውድቀት ዝጸሙቑ

ክፍኣት ጠኒሱ፡ ጥፍኣት ዝወልድ

እዩ'ሞ ኣሉታዊ ሓሳብ ንወግድ!

እወ!

ተኸሊ ዓንዲ ሰናይ-ሓሳብ ጠጢዑ

ንሱ'ዩ መርሐ፡ ንሱ'ዩ ሰናይ ጭርሖ

ብዘይካ ምሕሳብ እንታይ ይኸፈሎ

ዘይሰናይከ እንታይ ይሕፈሶ!!

ስለምንታይ ከምዚ ዝኣመሰለ ዓቢ መጽሓፍ ኣድለየ? ስለምንታይ ብዛዕባ ሓይሊ ሓሳብ ሰፊሕ ዘተ ከም ዘድለየ ንምግላጽ ሓጺር ድሕረ-ባይታ ከቕርብ ኣፍቅዱለይ።

ቅድሚ ገለ ዓመታት ናይ ሓደ ትካል ኣገዳሲ ኣኼባ ተዓዚበ። ምኽትል ፕረሲደንት ናይ'ቲ ትካል ድማ ኣዝዩ ተፈሲሁዎ ነይሩ። ኣብ ጐድኑ ኸኣ፡ ኣብታ ዓመት እቲኣ 60 ሽሕ ዶላር ኣታዊ ዝገበረ ቀዳማይ ወኪል ናይ'ቲ ትካል ነይሩ። ገምጋም ኣታዊ ናይ ካልኦት ሰራሕተኛታት ግን 12 ሽሕ ዶላር ጥራይ ምንባሩ ተገሊጹ።

እቲ ፈጻሚ-ኣካል መርትዖታት እናቕረበ ነቶም ሰራሕተኛታት ጉድለታቶም ይነግሮም ነይሩ። ከምዚ ዝስዕብ ድማ በለ፡ "ኩላትኩም'ሞ ናብ ሃሪ ኣተኩርኩም ጠምቱ። ጠምትዎ! ካባኻትኩም ሓደ'ኳ ክንዲ ናይ ሃሪ እቶት ዘእተወ የለን። እንታይ እዩ እቲ ምኽንያት? ሃሪ ሓሙሽተ ዕጽፊ ኣታዊታትኩም ረኺቡ ኣሎ። ሃሪ ካባኻትኩም ብሓሙሽተ ዕጽፊ ይበልጽ ድዩ? ዘካየድናዮም መርመራታት ከም ዘረጋግጽዎ ፍጹም ከምኡ ኣይኮነን። እቲ ውጽኢት ሃሪ ኣብዚ ክፍሊ ማእከላይ ደረጃ ብልሒ ከም ዘለዎ'ዩ ዝሕብር።

"ሃሪኸ ሓሙሽተ ዕጽፊ ናይ'ቲ ንስኻትኩም ትሰርሕዎ ይሰርሕ ድዩ? ብመሰረት ዘለና ጸብጻብ ፈጺሙ ኣይሰርሕንዩ። ብኣንጻሩ'ኳ ደኣ ልዕሊ ኩላትኩም ንሱ'ዩ ዕረፍቲ ዝወሰደ።

"ሃሪ ዝበለጸ መስርሒ ክፍሊ ኣለዎ ዲዩ? ሕጂ'ውን ኣይፋሉን። ጸብጻባትና ከም ዘጽርዎ ናይ ኩላትኩም ማዕረ እዩ። ሃሪ፡ ካባኻትኩም ዝለዓለ ደረጃ ትምህርቲ ወይ ዝሓሸ ጥዕና ኣለዎ ድዩ? ሕጂ'ውን ኣይፋሉን። ስለዚ፡ ብዘይካ ብሓንቲ ነገር፡ ሃሪ ከም ሰቡ፡ ከማኻትኩም እዩ።

"እቲ ኣብ መንጎኹምን ኣብ መንጎ ሃሪን ዘሎ መሰረታዊ ፍልልይ" ኢሉ እቲ ምኽትል ፕረሲደንት፡ "ሃሪ ሓሙሽተ ዕጽፊ ናታትኩም ኩሓስብ ስለ ዝኽኣለ'ዩ።"



በሎም። ብድሕሪኡ እቲ ምኽትል ፕረሲደንት፡ ዓወት ብዕቤት ሓንጎል ዘይኮነስ ብስፍሓት ኣተሓሳስባ ከም ዝዉጠጥ መብርሂ ሃበ።

እዚኣ ንዓይ ኣዝያ ኣገዳሲት ምህሮ ነይራ - ምሳይ ከኣ ዓብያ። እናሻዕ እንክዕዘብ፡ ሰባት እንከዕልሉኒ፡ ኣዕሚቐ ናብ ዓወት ዘብጽሕ ምስጢር ኣብ ዝሓስበሉ፡ እቲ መልሲ እናነጸረ ይኸደለይ። ነፍሲ-ወከፍ ታሪኻዊ ፍጻሜ ድሕሪ ነፍሲ-ወከፍ ታሪኻዊ ፍጻሜ ዘረጋግጾ ነገር እንተሎ ኸኣ ስፍሓት ሓሳባት፡ ሓገዉስ፡ ሓፈሻዊ ዕግበት ወዲ-ሰብ፡ . . . ኣብ ስፍሓት ኣተሓሳስባኡ ዝምርኮስ ምዃኑ'ዩ።

"ዓቢ ሓሳብ ምሕሳብ ብሉጽ ውጽኢት ዝርከቦን ኩተተግበሮ ቀሊልን ካብ ኮነ ደኣ ስለምንታይ ኩሉ ሰብ ከምኡ ዘይገብር?" እትብል ሕቶ ብተደጋጋሚ ኣብ ዝተፈላለየ እዋን ቀሪባትለይ እያ። እቲ ኣነ ዝኣምነሉ መልሲ ድማ እንሆ፡ ኩላትና፡ ኪኖ'ቲ ክርድኣና ዝኽእል፡ ውጽኢት ኣብ ከባቢና

ናይ ዘሎ ኣተሓሳስባ ኢና። መብዛሕትኡ ካብቲ ኣተሓሳስባታት ድማ ዓቢ ዘይኮነስ ንእሽተይ'ዩ። መብዛሕትኡ ኣብ ከባቢኻ ዘሎ ኣካይዳን ባህርያትን ንዓኻ ንታሕቲ ክደፍእ ዝፍትን'ዩ። ዳርጋ መዓልታዊ ዝንገረካ፡ "ብዙሕ ኣራእስ ውሑድ ግን ጭራ፣" ዝብል'ዩ። ብኻልእ መንገዲ ሳዕሊ ናይ ምብጻሕ ዕድላት የለውን ማለት'ዩ። ልዕሊ ዓቕን ኣራእስ/ሹመኛታት ስለዘለዉስ ኣብ ድሕሪት ኩን'ዩ እቲ ኩነት።

እንተኾነ፡ እዛ "ልዕሊ ዓቕን ኣራእስ" እትብል ኣበሃህላ ምስ ሓቂ እትሳነ ኣይኮነትን። ኣብ ኩሉ ጽላታት ዝርከቡ መራሕቲ ምስ እተዘራረብም ከምቲ ንዓይ ዝበሉኒ ክብሉኻ እዮም፡ "እቲ ጸገም፡ ብዙሕ ጭራ፡ ውሑድ ኣራእስ ምህላው እዩ።"

እቲ ኩነታት ካልእ ነገርውን ይብል'ዩ - "እቲ ክኸውን ዘለዎ ክኸውን'ዩ።" ስለዚ፡ መዓልቦኻ ወይ መጻኢኻ ዳርጋ ካብ ቁጽጽርካ ወጻኢ እዩ። ጽሕፍቶኻ ዝበሎ'ዩ ዝኸውን፡ ዝብሉ መረዳእታታት መሊኦምዮም።

"ዓወትሲ ዋጋ ጻዕሪ ኣይትብቅዕን፣" ትብል ዘረባ መን ኣሎ'ሞ ዘይሰምዓ። ከምዚ መንፈስካ፡ ሕልናኻ፡ ህይወት ስድራቤትካ፡ ክብርታትካ፡ . . . ኣብ ሓደጋ ኣእቲኻ ናብ ሳዕሊ ዝብጻሕ ገይሮም ዝገልጽዎ ብዙሓት እዮም። ብጎደ ሓቂ ግን ዓወት ዋጋ ኣይትሓትትን'ያ፡ ነፍሲ-ወከፍ ስጉምቲ ንቕድሚት ጥራይ'ያ እትሓትት።

እዛ ዘለናያ ህይወት፡ ንዝሓሸ ናብራ ኣድካሚ ውድድር ከም ዘሎ'ያ ትነግረና። ግን ናይ ብሓቂ ከምኡ ዝበለ ኣህላኺ ውድድር ኣሎ ድዩ?

እቶም ንመሰረታውያን መትከላትን ሓሳባትን ዓበይቲ-ሓሳባት ዝድግፉ እቶም ኣብ ዝለዓለ ክብሪ ዝርከቡ እዮም። ምንጪ ዓበይቲ ሓሳባት ካብቶም ዝበለጸን ዝዓበየን 'ሓሳቢ-ኣእምሮ' ወኒኖም ንዓለም ዛጊት ዝሰበሩዋ ዝፈልፈለ'ዩ። ከምቲ ነብዩ ዳዊት፡ "ሓደ ሰብ ነጸብራቕ ናይቲ ኣብ ልቡ ዝሓስቦ'ዩ፣" ዝበሎ፡ ከም ኣመርሰን፡ "ዓበይቲ ሰባት፡ እቶም ንዓለም ሓሳባት ከም ዝመርሓ ዘስተውዕሉ እዮም፣" ዝበሎ፡ ከምቲ ሚልተን ኣብ'ታ ዝጠፍኣት ገነት ዝበሎ፡ "ኣእምሮስ ናይ ገዛእ-ርእሳ ስፍራ'ያ። ኣብ ገዛእ-ነፍሳ ኸኣ ገነት ካብ ሲኦል ወይ ከኣ ሲኦል ካብ ገነት ክትፈጥር ትኽእል።"

እቲ ዘገርም፡ ከም ሽኪስፒር ዝኣመሰሉ ብርቂ-ኣእምሮ ዝወነኑ ሰባት ዝተዓዘብዎ ነገር ከምዚ ዝብል እዩ፡ "ሕማቕ ወይ ጽቡቕ ዝበሃል ነገር የለን፡ ብዘይካ'ቲ ኣተሓሳስባና ዝብሎ።"

እንተኾነ፡ እቲ መርትዖ ካበይ'ዩ ዝመጽእ? እዞም ብርቂ ሓሰብቲ ሓቆም ምንባሮም ብኸመይ ንፈልጥ? ዝብሉ ኣገደስቲ ሕቶታት'ውን ኣለዉ። እቲ መርትዖ፡ ኣብ ከባቢና ካብ ዝርከቡ ዕዉታት ሰባት ብቐሊሉ ክንረኽቦ ንኽእል። ንሳቶም፡ ቀንዲ ምስክር ዓቢ-ሓሳባት ብምሕሳብ ዝበረኹን ዝተሓገሱን'ዮም።

እዞም ኣብ'ዚ ኣስፈርናዮም ዘለና ቀለልቲ ነጥብታት ዘይተፈተኑ ክልሰ-ሓሳባት ኣይኮኑን። ናይ ሓደ ሰብ ግምት ወይ ርእይቶ'ውን ኣይኮኑን። ኣብ ህይወት ዝተፈተኑ ኮይኖም ብዘይ ዶብ ኣብ መላእ ዓለም ክሰርሑ ዝኽእሉ'ውን እዮም።

ዝኾነ ነገር ንምህናጽ - መካይን፡ ቢንቶታት፡ ሚሳይላት - መሳርሒ የድልየና። ብዙሓት ሰባት ግን ዕዉት ህይወት ንምምራሕ ኣብ ዝወስድዎም ስጉምቲታት መሳርሒታት ከም ዘድልዮም ይርስዕዮም። ኣብ ከምዚ ዝበለ ኩነታት፡ ክልተ መሰረታውያን ረቛሒታት ኣለዉ። ንዝዓበየ ዓወት ድሌት ምህላውን ናብቲ ድሌት ዘብጽሓካ መሳርሒ ንምምራጽ ብልሒ ምጥራይን። ዓቢ'ሞ ሕሰብ፡ ዓቢ ኬንካ ክትነብር ኢኻ።

ኣተሓሳስባኻ ተኣምር ከም ዝሰርሓልካ ንኽትፈልጥ ምስዛ ኣገዳሲት ሓሳብ ናይቲ ዓቢ ፍላስፋ፡ ዲስራ'ሊ፡ ሕጂ ጀምር፡ "ንኽይትንእስሲ ህይወት ሓጻር'ያ።"



### ተጠመትቲ ሰባት ዓለመ-ፍልስፍና

# ፍረደሪክ ኤንግልስ

ኢ.ንጅ. ሚኪኤል ኣዳም

ሓደ እዋን፡ ሓንቲ "ሓቐኛ ጥበብሲ ንነገራትን ሓሳባትን ቡቲ ልክዕ መጸውዒኦም ክትጽውዖም ምኽኣል እዩ" እትብል ጥቕሲ፡ ሓደው ሰሚዐ ኣለኹ ወይ ከኣ ኣንቢበ እኸውን፣ ርግጸኛ ኣይኮንኩን። ኣብዘኾነ እንታይ ክብል ከም ዝደለኹ ትዝንግዕዎ ኣይመስለንን። ንነገራትን ሓሳባትን፡ ሰኣን ቡቲ ልክዕ መጸውዒኡ ብምጽዋዕ ኣብ ረብሓኻ እተውዕሎ፡ ካብ ምዝመዛ ተብለጽቲ እትድሕንን፡ ቡቲ ንሶም ዝጥዕሞም መገዲ፡ ትርጉም እናዛበው ዝዘዝሕዎ ወረ፡ ኣንፈትካ ብምስሓት ከይመርመርካ ሓሳባት ምንጻግን ምንሻውን ናይዚ ዘመንዚ ተሳጋቢ ሕማም ተመዝመዝቲ ህዝብታት እዩ እንተተባህለ ምግናን ኣይኮነን። ሰብ፡ ሰላግ ክኸውን ይግባእ። እዚ ግን ብቕሊሉ ዝርከብ ባህሪ ኣይኮነን። ብዛዕባ ሓሳባት፡ ምንጮምን ሓሰብቶምን ብምንባብን ብምምርማርን ይርከብ'ዩ፡ ካብ ዝብል ጽኑዕ እምንቶ ኸኣ፡ ነዚ ጽሑፍዚ ንቕርቦ ኣሎና። እንተዝይሰሲፍና ከኣ፡ ንቕጽሎ ግዲ ንኸውን።

ካብ ወናኒ ፋብሪካ ዓለባን ሕርሻ ጡጥን ዝወለድ ኤንግለስ፡ ተመራማሪ ማሕበራዊ ስነ-ፍልጠት፡ ጋዜጠኛን ሰውራውን እዩ። ኤንግልስ፡ ብሰንኪ ንሰድራኡ ዘጋጠሞም ጸገማት ናይ ካልኣይ ደረጃ ትምህርቱ ከዛዝም እኳ እንተ ዘይከኣለ፡ ንናይ ሄግል ፍልስፍና ግን ብልዑል ኣተኩሮዩ ኣንቢብዎ። በዚ ድማ፡ ብሄግል ተጸልዩ እዩ። ድሒሩ እውን፡ ኣብ ዝተፈላለያ ዩኒቨርስቲታት ዝወሃብ ዝነበረ ኣስተምህሮታት እናተሳተፈ፡ ምስ ሄገላውያን ክዋሳእ ጀመረ። እቲ ምስ ሙሴ ሄስ ዝመስረቶ ዝምድና ድማ፡ ዴሞክራሲያዊ ዝመስል ኢዩ ... ከም ካብ ሓሳባት ሄግል ዝመንጨወ ጌሩ ንኽቐጽሮ ኣኽኣሎ።

ኤንግለስ ምስ ወላዲኡ ናብ ዓዲ እንግሊዝ ብዝኸደ፡ ቡቲ ኣብታ ሃገር ዝነበረ ግዱድ ዕዮ ኣንቀጥቀጠ። እዚ ድማዩ ንናይ ደስኑት ሓሳቡ ኣብ ግብሪ ክትርጉም ዝደረኾ። እቲ ድርኺት ግን፡ ኣንጻር ናይ ስድራኡ ረብሓ እዩ ኔሩ። ስድራኡ ግን፡ ናብቲ ናቶም መስመር ክመልስዎ ደኣ ፈተኑ እምበር ፈጺሞምሲ ኣይወገዙዎን።

ሓደ ካብቲ ንኤንግለስ ፍሉጥ ዝገበሮ ኩነታት፡ እቲ ምስ መስራቲ ሰውራዊ ዴሞክራሲያዊ ዝኾነ ካርል ማርክስ ዝነበሮ ንዊሕ ዝቐጸለ ዕርክነት እዩ። ኤንግለስን ማርክስን፡ ሓሳብ ንሓሳብ ድሕሪ ምልውዋጦም፡ ምትሕግጋዞም ወሁድ፡

ፍልስፍናታቶም ድማ ተማሳሰሊ. ምኽኑ ድሕሪ ምርዳእ፡ ኣብ 1844 ክትሓጋገዙ ጀመሩ። ካብ ሽዑ ኣትሒዞም ድማ፡ ፍሉይ ስራሕ ንኽበርክቱ፡ ክሳብ እቲ ማርክስ ዝሞተሉ 1883 ተደጋገፉ። ዋላ እውን ድሕሪ ሞት ማርክስ፡ ኤንግለስ ክልተ ናይ ማርክስ መጻሕፍቲ ኣሕቲሙ እዩ።

ኤንግለስ፡ ልክዕ ከም ወላዲኡ ዕዉት ወናኒ ኢንዳስትሪ ምኾነ ነይሩ። እንተኾነ፡ ካብኡ ዝዓቢ ዕማም ብምሓዙ፡ ንራህዋ ጭቑናት ክቃለስ እዩ መሪጹ። ማርክስ፡ እንተኾነ እውን ልክዕ ከምኡ። እዞም ሰባት እዚኣቶም ንስነ-ሓሳቦም እዮም ኣቢሮም።

ኤንግለስ፡ ንማርክሳዊ ስነ-ሓሳባት ዓቢ ኣበርክቶ ከም ዝገበረ እዩ ዝንገር። እቲ ማርክስ ኣብ ቍጠባዊ፡ ወተሃደራውን ፖለቲካውን ጉዳያት ዝነበሮ ፍልጠት፡ ካብ ኤንግለስ ዝረኸቦ እዩ ይበሃል።

ኤንግለስን ማርክስን ብሓባር ብምኳን ብዙሓት መጻሕፍቲ ጺሒፎም እዮም። እቲ ፍሉጥ ዕዮ ግን፡ እቲ "ኣዋጅ ደስኑት" (1848) ብዝብል ኣርእስቲ ናብ ሕትመት ዝበቕዐ ዕዮ እዩ። ንድፈ-ሓሳብ ናይዛ ጽሑፍቲ፡ ኤንግለስ እዩ ኣዳልዩዋ። ንኻልኣይን ሳልሳይን ቅጽታት ናይታ ማርክስ ዝጸሓፋ "ማል" (capital) ዝርእስታ መጽሓፍ እውን ኤንግለስ እዩ ኣሰናዲእዎ። ብዘይካዚ፡ ኤንግለስ ብስም ማርክስ ዝተሓትሙ ብዙሓት ዓንቀጻት ጽሒፉ እዩ።

ኤንግለስ፡ ማርክስ ድሕሪ ምሟቱ፡ ነቲ ክልቲኣቶም ዘበገስዎ ሓሳባት ኣማዕቢሉዎም እዩ። ንማርክስነት ብስነ-ፍልጠታዊ መገዲ ምትንታኑን፡ ኣብ ኩሉ ዓውድታት ፍልጠት ተግባራዊ ንምግባሩን ከኣ ብዘለዎ ሓይሊ ሰሪሑሉ እዩ።

ኤንግለስ፡ ኣብ ባርመን ዝተባህለት ናይ ፕሩሽያ ከተማ ተወልደ። ኣብ ሰውራዊ ንጥፈታት ይዋሳእ ብምንባሩ፡ ብፖሊስ ይህደን ነበረ። ኣብ መወዳእታ ኸኣ፡ ኣብ 1848 ካብ ፕሩሽያ ሃደመ። ኣብቲ ኣብ 1848 ዝተባረዐ ሰውራ ንምስታፍ ናብ ሃገሩ ተመልሰ። እቲ ሰውራ ብምብርዓኑ ግን፡ ዳግማይ ናብ ስደት ኣምረሐ። ኣብ ለንደን ድማ፡ ናይ ኣቡኡ ፋብሪካ እናካየደ ተቐመጠ። እኽል ኢታዊ ስለ ዝነበሮ፡ ንቲ ፈታዊኡ ዝነበረ ማርክስ ምስ ስድራቤቱ ይኣሊ ነበረ።

ኤንግለስ፡ ብብዙሓት ቋንቋታት ዝተጻሕፉ



ዝተፈላለየ ትሕዝቶታት ዝነበሮም ጽሑፋት ዘንበበ ሰብ እዩ። መስተውዓልን በሊሕ ኣእምሮ ዝውንን ድማ እዩ ኔሩ። ብዙሓት ሊቃውንቲ፡ ጽሑፋት ኤንግለስ ቅድሚ ጊዜኦም ዝተጻሕፉ ብርቂ ጽሑፋት እዮም ብምባል ንብልሖ ይምስክሩ።

ኤንግለስ ኣብ ዝተፈላለዩ ኣርእስታት ዘተኰሩ ጽሑፋት ጽሒፉ እዩ። ገለ ካብቶም ዝጸሓፎም ዓውድታት ንምጥቃስ፡ ሃይማኖታዊ ታሪኽ፡ ስነ-ሰብ፡ ዝምድናታት ወጻኢ፡ ህይወት ደርቢ ሸቃሎ እዮም። ብዘይካዚ ኤንግለስ፡ ኣብ ወተሃደራዊ ስነ-ኪኑት ዘተኰሩ ጽሑፋት እውን ጽሒፉ እዩ። እታ "ኩነታት ደርቢ ሸቃሎ ዓዲ እንግሊዝ" እትብል መጽሓፉ (1844)፡ ነቲ ኣብ ሻውላት እታ ሃገር ዝነበረ ከርፋሕ ናብራ ሸቃሎ ብልክዕነት እትገልጽ ተባዚላ ዝተናእደት መጽሓፍ እያ። ብኻልእ ወገን "ሰውራ ኣብ ስነ-ፍልጠት" (1878) እትብል ዕዮኡ ዓቢ ህቡብነት ዘጥረየትን፡ ኣብ ዴሳውያንን ማሕበርነታውያንን ሃገራት፡ ንወለዶታት ከም መጽሓፊ ትምህርቲ (text book) ኰይና ዘገልገለትን እያ።

ዝተረፉ ዕዮታት ኤንግለስ፡ ምስ ጀርመናዊ ሰንግሪ ፍልስፍናን (radical philosophy)፡ ሰውራ ጀርመንን (1848-1849) ዝተኣሳሰሩ እዮም።

ኤንግለስ፡ ብሰሪቲ ዝነበሮ ስነ-ሓሳብ ኣይተመርዓወን፡ ዝኾነ ሓድጊ እውን ኣይሓደገን። እንተ ኾነ፡ እቲ ምስ ማርክስ ሓቢሮም ዝጸደይዎ ብሉጽ ዕዮ፡ ከም ኣእምሮኣዊ ሓድጊ፡ ንዓለምና ዓቢ ሃብቲ እዩ።

## ሳይንስን ቴክኖሎጅን

# መሃዝነትን ፈጠራን ዝሸትቱ መንእሰያት

ለይላ ኻልድ

ኣብ ወርሒ ሓምለ ኣብ ማእከል መንእሰያት ሳዋ ኣብ ዝተኣንገደ 6ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ኤርትራ ካብ ዝቐረቡ ትሕዝቶታት ሓደ እዩ። ኣብ መንጎ እቲ ብዙሕነት ተሳተፍትን መደባትን ዘብረቕርቐሉ ቅርዓት ምርኢት ኤግዚቢሽን፡ ኣድናቖትን ተመስጦን በጻሕቲ ዘትረፈ ኣዳራሽ'ዩ። ኣብቲ ኣዳራሽ እግርኻ ምስ እተንብር ካብ ጻት ንጻት ኣብ ዝተፈላለየ ዕድመ ዝርከቡ መንእሰያት ምስ ውጽኢት ብርቂ ሓንጐሎም ዝኾኑ ማእለያ ዘይብሎም ፍርያት ጎፍ ይብሉኻ።

ኣብ መእተዊ ዘሎ ጽሑፍ ከየንበብካ ምስእትኣቱ ብቐድሜኻ ዝጸንሓካ ካብ ዕምባባታት ዝተመስርሐ ጨና፡ ብኻልእ ጐንኻ እትርእያ ብ 'ኦልዮ ቢሻቶ' እትሰርሕ ፋርኔሎ፡ ምስ'ቲ በቲ ካልእ ኣንፈት እትርእየን ብርክት ዝበላ ኮምፕዩተራትን ኤለክትሪካዊን መሳርሒታትን ብምዝማድ ኣበየናይ መደበር ፈጠራ ከም ዝኣተኻ ግር ክብለካ ናይ ግድን እዩ። ድሒርካ ግን ኣብ መንጎ እቶም ተወታቲፎም ዝሰምዑ በጻሕቲ ብምእታው ክትከታተል ትጅምር።

እቶም መሃዝነትን ፈጠራን ዝሸትቱ መንእሰያት፡ ንውላድ ብልሂ ሓንጐሎም ዝኾኑ ስርሓት ብግብሪ ክፍትኑ፡ ከብርሁን ከንቀሳቕሱን ክትዕዘብ ከለኻ ኣብ ኣዳራሽ ምህዞን ሰንዓን ከም ዝኣተኻ ይስወጠካ። ዘይጠቕሙ ዝመስሉ ሓጻውን፡ ክፋላት ናይ ኤለክትሮኒክስ፡ ኣብ ከባቢና ዝርከቡ ተራ ነገራትን ኣወሃሂዶም ተዓጻጻፍነትን ጻዕርን ብምፍሳስ ሓደስቲ ምህዞታት ህያው ገይሮም ክትርኢ ከለኻ 'ዘይጠቅም ሓጺንን ኤርትራዊ ሓንጐል ዘይፈጥሮ ብልህን የለን' ኣብ ምባል ትኣቱ። እቶም ብቐለልቲ ነገራት ዝተሰርሑ ምህዞታትን ሰንዓታትን ንመነባብሮ ሕብረተሰብ ዝቕይሩ፡ ዘመሓይሹን፡ ዘቃልሉን ኰይኖም ትረኽቦም። ብዓቢኡ ድማ ንቑጠባዊ ደረጃ ሃገር ዘበርኹ፡ ፍርያምነት ዝድልቡ ከምኡ'ውን ሃልክን ወጻኢታትን






ሽርፌ ኣብ ምንካይ ዓቢ ጸር ዘቃልሉ እዮም። ናብ'ቶም ንዝርካቡ ክልሰ-ሓሳባዊ ፍልጠቶም ጸሚቖም ናብ ጥቕሚ ህዝቦም ከውዕልዎ ዝሕልኑ መንእሰያት መሃዝትን ሰናዕትን ምልስ ኢልካ ምስ እትምልከት ኣብ ኣዒንቶም ንሕጽረታት ከባቢኦም ዝምንዝብ ሓላፍነታዊ ጠመተ ይርኣየካ። ኣብ ኣእምሮኦም ንንዋታዊ ሕጽረታቶም ዝሽፍን ተበላሕነት፡ ኣብ ኣእዳዎም ድማ ውሕልነትን ተግባራውነትን ተንብብ። ብድሕርዚ ብረቂቕነት እዞም መንእሰያት እትህንደስ ናይ መጻኢ ስፍራ ትርኣየካ'ሞ፡ ውሽጣዊ ሩፍታ ይስመዓካ።

ንሕጂ 'ምበኣር ንገለ ካብ'ቶም ብዙሓት ኣብ'ቲ ምርኢት ዝቐረቡ ስርሓት ፈይ ከነብለልኩም።

## ሓለዋ ጸጥታ መንበሪ-ገዛ

ኣገዳስነት ጸጥታን ውሕስነትን ብዋጋ ንብረት፡ ድሕነት ሂወት ወይ'ውን ልዕሊኡ ክትመን ይኽእል። ዘበነ ቴክኖሎጂ ንዘይፍጹም ዓቕሚ-ሰብ ተኪኡ ብምዕቡልን ኣተኣማማንን መንገዲ ጸጥታ ዘኽብሩ ምህዞታት ክፈጥር ካብ ዝጀምር ሓያለ እዋን ሓሊፉ'ሎ። ሳይንሳውያን ጸጥታ (security) ካብ ድሕነት ውልቀ-ሰባት ጀሚሩ ክሳብ ስለያዊ ስርሓት መንግስቲ ዝኸይድ ኣድላይነት ከምዘለዎ ብምግንዛብ ዝጸንዐን፡ ብኣጠቓቕማኡ ድማ ዝቐለለን ኣገባብ ንምፍጣር ኣብ ቀጻሊ ስራሕ ይርከቡ። ተመሃሮ 5ይ ዓመት ኤለክትሪካዊ ምህንድስና ኢንስቲትዩት ቴክኖሎጂ ኤርትራ ድማ 'ሆም ሰክዩሪቲ ሲስተም' (home security system) ዝሰመይዎ መንበሪ ገዛ እትሕሉ ምህዞ ሰሪዖም። እታ ስራሕ ክልተ ክፋላት እተጠቓልል ኮይና፡ እቲ ቀዳማይ ገጽ ዘለሊ መሳርሒ ክኸውን ከሎ እቲ ካልኣይ ድማ ብዘይርኣ ብርሃን ዝሰርሕ ሓለዋ ቀጽሪ እዩ። እታ ምህዞ ብኣብ ኣፍ ደገ ካንቸሎ ዝተነጻጸረት ካሜራ ተሓጊዛ ስእሊ ትወስድ'ሞ፡ ምስ ኣብ ማዕከን ሓበሬታ ዝተሰነደ ስእሊ ዋና ብምንጽጻር ክሳብ ዝደቐቐ ነቑጣ ናይ ስእሊ ማለት ፒክሰል ተወዳድር። እቲ ብሚእታዊት እትገልጾ ምምስሳል፡ ብመሰረት ዝተዋህባ ፕሮግራም ልዕሊ 90% ምስ ዝኸውን፡ ሓበሬታ ናብ ማይክሮኮንትሮለር ዝብሃል ኣካል ይለኣኽ። ቀጺሉ ናብ ኣዛዚ ሞቶር ዝኸይድ ኤለክትሪካዊ ሓበሬታ ማዕጾ ተኸፊቱ ንዓሰርተ ካልኢታት ጸኒሑ ድማ ከም ዝዕጾ ይገብር። ብዘይካ'ዚ እታ ተምሳላዊት ቤት፡ ብኹሉ ወገናታ ብዓይኒ ዘይርኣ ኢንፍራረድ(infrared) ብዝብሃል ብርሃን ስለዝተኸለለት፡ ዝኾነ ዘሊሉ ክኣቱ ዝፍትን ኣካል ንምትሕልላፍ ብርሃን ስለዝዓግት ብቐሊሉ ኩተለልዮ ትኽእል። ብድሕር'ዚ ብሰለስተ መንገድታት ንዋና ገዛ ሓበሬታ ትህብ። ብድምጺ፡ መብራህቲ፡ ከምኡ'ውን ናይ ሞባይል መልእኽቲ ብምስዳድ እቲ ገዛ ከምእተደፍረ ትሕብር። ተመሳሳሊ ሓበሬታ ናብ ዝቐረበ መደበር ፖሊስ ከምዝለኣኽ'ውን ክግበር ይከኣል'ዩ። ገጽ እተለለሊ ምህዞ ቅድሚ ሕጂ ብተማሳሳሊ ማት-ላብ ዝበሃል ቋንቋ ፕሮግራም ኮምፕዩተር ተሰሪሓ ምንባራ ዝገለጹ ሰናዕታ፡ ፍሉይነት ናይ'ዚኣ እቲ ብሲን ሲፕላስ ፕላስን(C+,C++) ዝብሃሉ ቋንቋታት ኮምፕዩተር ባዕሎም ፕሮግራም ዝገበርዎ ማይክሮኮንትሮለር ምኳኑ ይዛረቡ። ኣብ መስርሕ ምድላዋ ቀንዲ ብድሆኦም ሕጽረት ከም በዓል ረዚስተርን ካፓሲተርን ዝኣመሰሉ ኣቑሑ ኤለትሪክ ምንባሩ ዝጠቐሱ ወከልቲ እታ ጉጅለ እታ ስራሕ ንክትዛዘም ኣስታት ክልተ ኣዋርሕ ከምዝወሰደላን ይሕብሩ።

## ክልተ ዝዕማማ ሞቶር ብሽግለታ

ተስፋይ ኣስመላሽ ምስ ተሓጋጋዚኡ ብርሃነ ዑቕባሚካኤል ሰራሕተኛታት መንገዲ ባቡር ኤርትራ እዮም። ካብ ዘለዎም ተመኩሮ ስራሕን ኣብ መንገዲ ባቡር ዘለዎም ኣፍልጦን ተመርኲሶም ድማ ብዓይነታ ፍልይ ዝበለት ሞቶር-ብሽግለታ ሰሪዖም። እታ ሞቶር-ብሽግለታ ኣብ ሓዲድን ጽርግያን ክትከይድ እትኽእል እያ። እቶም ሰናዕቲ ንሓሳቦም ክውን ንምግባር ድሕሪ ናይ ገለ እዋን ፈተነን ጻዕርን ነታ ብመሬት ክትከይድ ተባሂላ ዝተሰርሐት ተሽከርካሪት ኣብ ሓዲድ ከምእትኸይድ ገይሮም። ነዚ ዝኸኣሉ ድማ ምስ ሓዲድ ክወሃሃድ ዝኽእል ናይ ሓጺን ቸርኽዮ ክሰርሑላ ብምኽኣሎም እዩ። ኣብ መሬት ኣብ ትኸደሉ እዋን ብቐሊሉ ጐማታት ንምስኳዕ ክከኣል ተባሂሉ ድማ ኣብ ማእከላይ ወገና ንክሪክ ዝኸውን ቦታ ብፍሉይ ተሰሪሑላ እዩ። በዚ ኣቢሉ ድማ ሓደ ሰብ ጥራይ ብምልእታ ሰፍሲፉ ጐማታት ብቐሊሉ ክገጥመላ ይኽእል። እታ ሞቶር-ብሽግለታ ኣብ ዝተገብረላ ፈተነ ዕውትቲ ምንባራን ኣብ ሓዲድ ድማ ልክዕ ምስ ናይ መሬት ዝዳረግ ፍጥነት ከምዘርኣየት

ይዛረቡ። ኣብ ቀጻሊ ነታ ስራሕ ንምዕባያን ተጠቃምነታ ንምቅላልን፡ ጉማን ቸርክዮን ኣብ ሓደ እዋን ተገጢሙላ ብዘይ ናይ ጉማ ምቕያር ሃልኪ ከተገልግል ከም እትኽእል ናይ ምግባራ መደብ ከምዘለዎ ብተወሳኺ ሓቢሮም።

## ሓድሽ ስቴጋኖግራፊ

ኣብ ዘመነ ሓበሬታ ኣገባብ ምዕቃብን ምትሕልላፍን ሓበሬታ ሓደ ካብቶም ብቕጽበት እናማዕበሉን እናተራቐቑን ዝኸዱ ዘለዉ ዓውድታት ቴክኖሎጂ እዩ። ኣብ'ዚ ግዜ'ዚ ምጭዋይ ወይ ምጥላፍ ናይ ብመርበብ ኔትዎርክ ዝሓልፉ ሓበሬታታት ይኹን ምስጢራዊ ሰነዳትን ግኑን ኮይኑ ይርከብ። እዚ ተርእዮ እዚ ንድሕነትን ጸጥታን ሃገራት'ውን ከይተረፈ ኣሰጋኢ ክኸውን ብምጅማሩ ብዙሓት ንውሕስነት ሓበሬታ ተባሂሎም ዝማዕበሉ ናይ ኮምፒዩተር ፕሮግራማት ኣለዉ። ሓደ ካብኡ እቲ ካብ 2010 ኣትሒዙ ዝስርሓሉ ዘሎ ክሪፕቶግራፊ(cryptography) ዝበሃል ኣገባብ እዩ። ክሪፕቶግራፊ ንሓበሬታ ናብ ሰብ ዘይርድኦ ቋንቋ ቀይሩ ከይተነበን ከይተቐየረን ከምዝበጽሕ ዝገብር ኣገባብ እዩ። ይኹን ደኣምበር እዚ'ውን ንፈተነታት ምስባር ኮድን ምትእትታዋትን ዝተቓልዐ ብምዃኑ፡ ጉጅለ ተማሃሮ ስነ-ፍልጠት ኮምፒዩተር ኣብ ኢ.ቴ.ኤ. ነዚ ዝሰግር ውሕስነት ዘለዎ ፕሮግራም ኣማዕቢሎም ኣለዉ። እቲ ስቴጋኖግራፊ(HESFF steg-anography) ማለት ሕቡእ ምብህሃል ዝሰመይዎ ፕሮግራም፡ ንክሓልፍ ዝተደልየ ሓበሬታ ብድምጺ፡ ብስእሊ፡ ወይ'ውን ብቪድዮ ተተሓሒዙ ከይተፈልጠ ከምዝሓልፍ ዝገብር እዩ። ክሳብ ሕጂ ማዕቢሉ ዝጸንሐ ፕሮግራም ዋላ'ኳ ብኻልእ ሰነድ ሓቢእካ ንምስዳድ ዘኽእል እንተነበረ፡ ኣብ ዓቐን ናይ ዳታ ርኡይ ምውሳኽ ስለ ዘርኢ ብዓይኒ ጠለፍቲ ብቐሊሉ ክስለ ዝኽእል ኮይኑ እዩ ጸኒሑ። እዛ ሓዳስ ምህዞ ግን ዝኾነ ሓበሬታ ብከም ስእልን ፊልምን ዝኣምሰሉ ፋይላት ተሓዚሉ ክኸይድ ከሎ፡ ካብቲ ስእሊ ወይ ፊልም ዝሕዞ ቦታ ንላዕሊ ከምዝሓዝ ኣየርእን። ስለዚ ዝኾነ ይኹን ኣካል ወላ'ውን ኑቲ ስእሊ ክዕዘቦ ወይ ክሰምዖ እናኸኣለ፡ ኣብኡ ዝተሓብአ ሓበሬታ ከምዘሎ ፈጺሙ ክፈልጥ ኣይክእልን። ነዚ ንምግባር ዝተጠቐሙሉ ኣገባብ ድማ ባዕሎም ዝመሃዝዎ ቢት ማንዩፕዩለይሽን (bit manipulation) ከም ዝበሃል ይገልጹ።

## ሕርሻዊ ሮቦት

ሕርሻ ቅድሚ ኣሽሓት ዓመታት ዝጀመረ ቀዳማይ ንጥፈት ወዲ-ሰብ ምዃኑ ይንገረሉ። ክሳብ እዚ እዋን'ዚ ድማ ቀዳማይ ምንጪ መሰረታውያን ጠለባት ወዲሰብን ቁጠባዊ እቶት ዝበዝሓ ሃገራትን ኮይኑ የገልግል ኣሎ። ኣገዳሲ ንጥፈት ከም ምዃኑ መጠን ድማ ካብ ቅድመ-ታሪኽ ኣትሒዙ ክሳብ ሕጂ ዝተፈላለየ ቴክኒካትን ምትእትታዋትን እናተገብረሉ ክመጽእ ጸኒሑ'ሎ። ወዲ 15 ዓመት ተማሃራይ ኢሰያስ ኣፈወርቂ ድማ ኣብ ጠረጴዛ ምርኢት ብቀጠልያ ሕብሪ ዝበርሀት ባንቡላ መሰል ሮቦት እዩ ኣቐሚጡ ጸኒሑና። እታ 'ሕርሻዊ ሮቦት' ዝሰመያ ምህዞ ስማ ከምዝሕብሮ ንቦታ ሓረስታይ ተኪኣ ብዙሕ ሕርሻዊ ዕማማት ከተካይድ ትኽእል። ሓንቲ ክንሳ በቲ ብዙሕ መሓውራታ ኣቢላ ድማ ከከም ኣድላይነቱ ብእትህባ ትእዛዛት ክትሓርስ፡ ክትዘርእ፡ ክትኩዕትን፡ ንጀራዲን ድማ ማይ ከተስትን ትኽእል። ካብ'ዚ ሓሊፉ እውን መድሃኒት ጸረ ባልዕ ምስ እተዋድደላ እናተዘዋወረት መድሃኒት ክትነጽግን ብውሕልነት ፈልሲ ክትተክልን እትኽእል ኮይና እያ ተዳልያ። ተማሃራይ ኢሰያስ ነታ ብዙሕ ምንቅስቓሳት ዘለዋ ሮቦት ብቐሊሉ ንምእዛዛ ክጥዕም ነፍሲ ወከፍ መሓውራ ምስ ካብ ጥቕሚ ወጻኢ ዝኾኑት ኪቦርድ ናይ ኮምፒዩተር ኣተሓሒዝዋ። እታ ሮቦት ብኤለክትሪክን ባትርን ትሰርሕ ኰይና ኣብ ሓደ እዋን ካብ ሓደ ንላዕሊ ድርብ ዕማም ክትፍጽም ትኽእል። እዚ ንእሱ መሃዚ ኣብ መጻኢ ብዝዓበየ ደረጃ ተሰሪሓ ሃልኪ ሓረስቶት ኣጕዲላ ኣሳልጦ ክትፈጥር ክሪኣ ዘለዎ ትምኒቱ ይገልጽ።

## መቖጻጸሪ ላሕኩ ጋዝ

ኣብ ናይ ዕደና ይኹን ጸዓት ዘፍርያ ትካላት ብሰንኪ ላሕኩ ጋዝ ዝኽሰቱ ናይ ባርዕ ሓደጋታት ዕንወት ከኸትሉ ንሰምዕ ኢና። ካብ ግንእታቱ ዝለሓኹ ጋዝ ብምርኣይ ወይ'ውን ምሽታት ክልለ ዘይከኣል ግን ከኣ ሓያል ናይ ምቅጻል ባህርያት ስለዘለዎ፡ ብእኡ ዝስዕብ ተርእዮ ሓደጋ ክልዕል ናይ ግድን እዩ። ተማሃሮ ኤለክትሪካዊ ምህንድስና ኢ.ቴ.ኤ. ድማ ካብዚ ተበጊሶም፡ ኣብ ናይ ጋዝ ትካላት ክወርድ ንዝኽእል ከቢድ ሰብኣውን ንዋታውን ክሳራታት እተገላግል መሳርሒት ብውሑድ ወጻኢታት ብምምሃዞም፡ ምስክርነት ናይቲ ንሓሙሽተ ተኸታተልቲ ዓመታት ዝቐሰምዎ ትምህርቲ ከርእዩ በቒዖም። እታ ብደረጃ ኢንዱስትሪ ከተገልግል ዝተዳለወት መሳርሒት ንኩሎም ዓይነታት ናይ ፔትሮሊዩም ጋዛት ከተለሊ ትኽእል። ላሕኩ ምስ ዘጋጥም ብዘለዋ ሓውሲ ኣተሓላላፊ(semi conductor) ሰንሰር ተሓጊዛ ንጻዕቂ ጋዝ ናብ መጠነ-ቮልት ብምቕያር ናብ ማይክሮኮንትሮለር ተመሓላልፍ። ናይ ምቁጽጻር ሓላፍነት ዘለዋ ማይክሮኮንትሮለር ድማ ብመሰረት ዝተዋህባ ፕሮግራም ኣብ ሓደገኛ እዩ እትብሎ ደረጃ ምስ በጽሐ፡ ናብ ናይ ግብረ-መልሲ ኣካላት ሓበሬታ ትሰድድ። ብድሕር'ዚ መዕጸዊታት ናይ'ታ ዝለሓኹት መስመር ጥራይ ይዕጹ፡ ናይ ድምጽን መብራህትን መጠንቀቕታ ድማ ይወሃብ። ብዘይካ'ዚ ንናይ ምቅጻል ተኽእሎ ንምጕዳል ንጻዕቂ ዝወጸ ጋዝ ብፋን ከም ዝብተን ይግበር። እታ ሽውዓተ ዝኣባላታ ጉጅለ ነዛ ስራሕ ንኽትፍጽም ኣስታት ኣርባዕተ ኣዋርሕ ወሲዱላ። እቶም ተማሃሮ ዘድልይዎም ጥረ ነገራት ንምምእራር ዝሰገርዎ ተመኩሮ ኣብ ዝተሓተቱሉ እዋን ድማ፡ እቲ ኣብ ውሽጢ ሃገር ክረኽብዎ ዘሸገሮም ኣቑሑ ኤለክትሪክ ብናይ መደበር ስርሓት ክሽፍንዎ ብምኽኣሎም፡ "መደበርና ሲንጋፖርና እያ" ክብሉ ገሊጾም።

# ባህልን ስነ-ጥበባትን

## ዕላል ምስ ደራሲ ኣኽደር ኣሕመዲን

*ኣኽደር ኣሕመዲን ሞያኡ ኤለክትሪካዊ ምህንድስና ኰይኑ ንነዊሕ ዓመታት ኣብ ኩባንያ ሀንጻ ሆሚብ ኣብ ሰልጠና ትካላዊ ምዕባለን ምምሕያሽ ኣፍራይነትን ዝሰርሐ ክኸውን እንከሎ ድሕሪ ዳግመ ስርርዕ ሃገራውያን ኩባንያታት ሀንጻ ከኣ ኣብ ኩባንያ ሀንጻ ሳዋ (ትሕቲ ሚኒ. ምክልኻል) ከም ሓላፊ ኣገልግሎት ምዕባለ ዋኒን ኰይኑ ተመዚዙ። ኣብ ስነ-ጽሑፍ ብዘለዎ ዝንባለ ንልዕሊ ዕስራ ዓመታት ኣብ ዝተፈላለየ ዕዮታት ጽሑፍ ከም ጸሓፊ ፈጠራዊ ጽሑፍን ኣርታዒን ብምዃን ክነጥፍ ዝጸንሐ እዩ። ኣብ ኮሌጅ ዓዲ-ቐይሕ “Critical and Creative Writing” ዝብል ፍሉይ ትምህርቲ ድሕሪ ምውሳድ ኣብ ቀዳማይ ሰሚናር ብዛዕባ ነቐፌታዊ ገምጋም ስነ-ጽሑፋት ትግርኛ “ምቕልቓልን ምምዕባልን ሓጺር-ዛንታ ትግርኛ ኣብ ኤርትራ” ዝብል መጽናዕታዊ ጽሑፍ ኣቕሪቡ። ኣብ ሃገራዊ ፈስቲቫል ይኹን ፈስቲቫል መንእሰያትን ካልእ ኣጋጣሚታትን ኣብ ዝዕደም ዝነበረ ውድድራት ሓጺር-ዛንታ ዝተዓወተን ዛንታታቱ ንሕትመት ዘብቅዐን ኣኽደር፡ ኣብዚ ቀረባ ግዜ “ተረፍ” ዘርእስታ መጽሓፍ እኩብ ዛንታታት ብውልቁ ንሕትመት ኣብቂዑ እዩ። ብዘይካ’ዚ፡ ኣቦ መንበር መማይት ኮሚቴ ደረጃታት ፊልም ኤርትራ ክኸውን እንከሎ ኣባል ቦርድ ኤዲተራት ኣሕተምቲ ሕድሪ እውን እዩ። ንሎሚ ዝያዳ ኣብ ስነ-ጽሑፋዊ ስርሓቱ ዘተኰረ ዕላል ኣካይድና ኣለና፤ ሰናይ ንባብ።*




<u>**እዋን ቍልዕነት**</u>

**• ብኣተዓባብያኻ ክጀምር? ኣበይን ብኸመይን ዓቢኻ?**

- ኣብ ኣስመራ’የ ተወሊደ፡ ኣብ ኣስመራ -ማይተመናይ- ድማ ዓብየ። ኣተዓባብያይ ፍሉይ ኣይኮነን። መነባብሮና ማእከላይ ደረጃ ናብራ ስለ ዝኾነ ከም መብዛሕትኡን ተመሳሳሊ ደረጃ ናብራ ዘለወን ወይ ዝነበረን ስድራቤታት ዝነበርኦ ናብራ እናሓለፍኩ እየ ዓብየ። ብስሩዕ ተማሂረ፡ ብስሩዕን ብፍቕሪን ድማ ኑቲ ናይ ግዝን ግዝወቲን ህይወት እናስተማቐርኩ ዓብየ።

*** ኣብዛ “ተረፍ” ዘርእስታ መጽሓፍካ፡ ኣብ ብዙሕ ዛንታታት፤ ቍልዕነት፡ መተዓብይቲ፡ ደቂ-ግዝወቲ… ተጠቒሶም ኣለዉ። እንታይ ኢኻ ትዝክር? እንታይ ኢኻ ትናፍቕ?**

- ዝዝክሮን ዝናፍቖን ደኣ እዚ ዝጠቐስክዎ እዩ። ቍልዕነት፡ መተዓብይቲ ደቂ ግዝወቲ…፡ እቲ ቃሉ ዘይኮነስ እቲ መንፈሱ እየ ግን ዝናፍቕ፡ ብዘይቀልዓለም። ቍልዕነት፡ ግዝወትን ደቂ-ግዝወትን



ኣኺደርኣብ7ይክፍሊ ሽልማት ድሕሪምውሳዱ፡ምስኣደኡ(ጺጋም)፡ ደቂገዛውቱንመማህርቱንዝተሳእሎ

ክትብል እንክለኻ ምሽ ኣሎ፡ ምስ ኵሉ ትርጕማቱዩ ዝዝከረኒ። ደቂ-ገዛውቲ ክብል እንክለኹ እንተላይ'ቶም ካባና ዝዓብዩ፡ ኣብ ህይወትና ጽልዋ ዝፈጠሩ፡ ተገዲሶም ንመጻኢ'ኻ ሓሲቦም ዘቖምጡዎ ነገራት፡ ናይ ኢዮኑት ተራኦም ሕጂ ክሓስቦን ክናፍቖን ጥራይ እዩ ዓቕመይ፡ እንታይ'ሞ መግለጺ የብሉን። ንኣብነት፡ ዓመት ክትጅመር እንከላ መምሃሪ ጥራውዝትኻ ምስ ጠረዙዎ፡ ብድርብ ጽሒፈት ስምካ ምስ ተጻሒፎ፡ ዓመት ምሉእ ዳርጋ ይኪታተሉዎ ይዝከረኒ። ኣቦን ኣደን ጥራይ ኣይኰኑን ዝናብዩኻ፡ ቡቲ ባዕሉ ዝፈጠሮ ስርዓት፡ ገዛውትኻን ደቂ-ገዛውትኻን ሓላፍነት ይስከሙልካ ነይሮም። ናይ ገዛኻ ጥራይ ከም ዘይኰንካ ይርድኦም ነይሩ…፡ እንድዒ ከመይ እየም ዝሓስቡ ነይሮም እገርመኒ እዩ ሕጂ። ገዛውትኻን ደቂ-ገዛውትኻ ዝፈጥሩልካ ውሕስነት ኵሉ'ቲ ኣብ ህይወቱ ብናይ ሓቂ ናይ ገዛውቲ ናብራ ዝሓለፈ ሰብ ይፈልጦ እዩ። ሎሚ እቶም ዝተረፍና ደቂ-ገዛውቲ ኣብ ወርሒ ሓንሳእ ክንራኸብ እንክለና ዝበዝሐ ዛንታት ኢና ንዝክር። እንታይ'ሞ እቲ ዝዝከርን ዝናፍቖን ጥራይ መጽሓፍ ምኾነ። ገሊኡ ከኣ ኣብ መእተዊን ኣብ ገለ ዛንታታት ናይዛ መጽሓፈይን ጠቢያት ዝንቀሳቐሱ "ስፐይስ" ገይረ ከቐምጦ ፈቲነ ኣለኹ።

*** ከምቲ ኣብ መጽሓፍካ ዘሎ፡ ሎሚ'ሽ ገዙገዙ፡ መርዓት-መርዓት ትጻወትዶ ኣለኻ?**

- (ሰሓቕ…) መጻወትቲ እንተ ተረኺቡ'ዶ (ሰሓቕ…) ኣብዚ ቀረባ ኣዋርሕ ግን መርዓት-መርዓት፡ ማለትሲ ከምዚ ናይ ዓበይቲ… ክጻወት'የ ዝኸውን… ኢንሻላህ።

*** ኣብ እዋን ቍልዕነትካ ኣዚ ናይ ሕጂ ህይወትካ ብፍሉይ ወሳኒ ነይሩ ትብሎ ኣሎዶ?**

- እዋእ… ኣተኣሳሲርካ ወይ ሓሲብካ ክትገምግም ይሓይሽ ይኸውን እዩ። ብሓፈሻ ግን እቲ ብስድራ ይኹን ኣዝማድ ክንገር ዝሰምዖ ዝነበርኩ ጽውጽዋያት ብገለ ሸነኹ ኣብዚ ዳሕረዋይ ህይወተይ ናተይ ጽውጽዋያት ክፈጥር ሓጊዙ ነይሩ ኢለ እሓስብ ሕጂ። ብሓፈሻ ናይ ወለድና ነይሮም ኣብ ገዛ ተኣኪቦም ዝጸንሑና ናይ ጽውጽዋይ መጻሕፍቲ ይኹኑ ልበወለዳት ኣብ ህይወተይ ወሰንቲ እዮም ክብል እኽእል።

*** ቈልዓ እንክለኻ እንታይ ክትከውን ትደሊ ነይርካ? ንኽትረኽቦ'ሽ እንታይ ጻዕርታት ትገብር ነይርካ?**

- ብቘልዓይ ስሙይ ናይ ተክኒክ ሰብ ክኸውን እየ ዝደሊ ነይረ። ጻዕርታት'ውን ኣካዪደ እየ። ብውሑዱ ኣብ ቤት-ትምህርቲ ስኡኪኑት ኣስመራ ኣትየ ተማሂረ። ኣብ ዩኒቨርሲቲ ኣስመራ'ውን ምህንድስና ኣጽኒዐ። እንተኾነ እቲ ናይ ስነ-ጽሑፍ ወኒ ዝሰዓረ እመስለኒ። ሕጂ ጥራይ ዘይኰነስ ብፍላይ ኣብቲ ዳሕረዋይ ዓመታት ትምህርተይ እቲ ናይ ብቘልዓይ ድሌታት እናተሳዕረ ክመጽእ እፍለጠኒ ነይሩ። እቲ ናይ ቅድም ጻዕሪ እናደኸመ ከይዱ… ምሽ ኣለካ፡ መእተዊ ዛንታ መጽሓፈይ ከኣ ኣዚታት እዩ ዘዘንቱ'ኮ።

<u>ምህንድስናን ሃገራዊ ኣገልግሎትን</u>

**• ኣብ ጉዕዞ ትምህርትኻ ስኡኪኑት፡ ዩኒቨርሲቲ ተማሂርካ፡ እንታይ ክትረክብ ኢኻ ትመሃር ነይርካ?**

- ምስ'ቲ ዝበልኩኻ ኣዛሚድካ ምርኣይ የድሊ። ሓቂ 'ሓይሽ ኣብ ጕዕዞ ትምህርትናኮ ሕጂ ክገምግሞ እንክለኹ ጸገማት ዝነበረና እመስለኒ። "ሀ…" ኢልካ ትምህርቲ ክትጅምር እንክለኻ፡ ምስ ድሌትካን ተውህቦኻን ካብ ትምህርቲ ትረኽቦ ነገራት ንምርካብ ወይ ገለ ደሊኻ ተባሂሉ ውርጹጽ ኣካዪዳ ነይሩ ክብል ኣይክእልን'የ ሕጂ። ኣብ ገሊኡ ኑቲ ምምልላስ ንቤት-ትምህርቲ ትለምዶ እሞ ስቕ ኢልካ ትጓዓዘሉ እዋናት ኣሎ። ዓመታት ምስ ተኸደ ከኣ ተውህቦኻ ወይ ዝነባለኻ ክኣጉም ክፍለጠካ እንከሎ ድማ ተመሊስካ ኩተመዓራሪ ዕድል ጥራይ ኣይኰነን ዓቕሚ'ውን ትስእን፣ ስቕ ኢልካ ትጓዓዝ ቢቃ። እዚ ግን ሕጂ ኑቲ ኵሉ ኣብ ናይ ትምህርቲ ዓመታት ዝሓለፍኩዎ ጕዕዞን ዝሰዓረኒ ውሽጣዊ ስምዒትን ኣነጻጺረ ክርእዮ እንክለኹ እዩ። እቲ ትምህርታዊ ጕዕዞ ካብ ንእሽ ዕድመ ምስ ዝንባለን ድሌትን ተሳንዩ እንተ ዝኸይድ እቲ ውጽኢት ዓቢ ምኾነ ኢለ እየ ዝኣምን። እምበር ካብ ታሕቲ ኣትሒዝካ ኑቲ ኣብ ውሽጥኻ ኰይኑ ዝንውንወካ ፍሒርካ ክትረኽቦ እዩ ነይሩ እቲ ኵሉ ጕዕዞ ትምህርቲ ክበለካ ኣይክእልን፡ ጃህራ ከይከውን። ገሊኡስ ደንበርበር ነይሩዎ እዩ።

*** ስራሕ፡ ሞያን ተመኩሮን እትቕስመሉ ቤት-ትምህርቲ ይበሃል እዩ። ድሕሪ ትምህርቲ ስራሕ ዓለም ከመይ ረኺብካዮ?**

- ዓውዲ ምህንድስና ብዲፕሎማ ስለ ዝጀመረ ኣብ '98 ምስ ተመረቕኩ፡ ኣብ ፋብሪካ ስርሓት ጥርሙስ ደንደን (እንዳ ሜሬንጊ) እየ ተመዲበ። እቲ ፋብሪካ ካብ ኣስመራ ተላዒሉ ኣብ ጊንዳዕ ክትከል፣ ብሓድሽ ኣጠቓብ ማለት እዩ፣ ዝነበረሉ እዋን እዩ። ኑቲ ክኣቱ ዝተባህለ ዘመናዊ መሳርሒታት ንምትካልን ኣብ ስራሕ ክውዕል ንምግባርን ዘኽእል ስልጠና ንምቕሳም ክሳብ ንወጻኢ ሃገር ንምኻድ መደብ ኣብ ዝወጸሉ እዋን፡ ዶባዊ ኲናት ዋጋ እናሓተተ ዓበዩ። ኣብዚ እቲ ቀዳማይ ክቕሰም ዝግባእ ዝነበረ ትምህርቲ ካብ ስራሕ ዓለም ተኸሲሩ። ብድሕሪኡ ኣብ ሎጀስቲክ ኤለክትሮ-ተለ-መካኒክ ሚኒስትሪ ምክልኻል ኩቲት እየ ሰሪሐ። ካብቲ ኣሃዱ ዝድለ ስራሕ ቡቲ ናይ ኲናት ወጥሪ ዝምእዘን ይንበር እምበር፡ ድሕሪ ሽዱሽተ ሽውዓተ ኣዋርሕ ከኣ ናይ ዲግሪ ትምህርቲ ንምቕጻል ናብ



ኣኽደር ምስ መሳርሕቱ ኣባላት ኩባንያ ህንጻ ሆሚብ - ተሰኒይ

ዩኒቨርሲቲ ተመሊሰ። ብድሕሪኡ'ውን ናብ ሓይልታት ኩቲት እንደገና ንትምህርቲ ተመሊሰ ድሕሪ ምምራቐይ ከኣ፡ ኣብ ኩባንያ ህንጻ ሆሚብ ንልዕሊ 12 ዓመታት ሰሪሐ። እዛ ዝሰበርኩዋ ትካል ካብ "ስክራች" ዝተበገሰት ስለ ዝኾነት፡ ነቲ ኣብ ሓደ ጽኑሕ ትካላዊ ኣቃውማን ኣካይዳን ተሓቒፍካ ሞያን ተመኩሮን እትቐስመሉ ዕድላት ረኺበ እየ ክብል ኣይደፍርን። ብቑሉ ሽንኹቱ በዓሊ እዩ። ዝበዝሐ ዓመታት ከኣ ኣብ ምርግጋጽ ትካላዊ ዕብየት ናይቲ ትካልን ምስልጣን ንኣሽቱ መንእሲያትን ኣድሂበ እየ ሰሪሐ። ስለዚ እቲ ኣብ ጕዕዞ ባዕልኻ ትመሃሮ ከም ዓቢ መኽሰብ ኢኻ ትርእዮ።

**• ኣብ መጽሓፍካ፡ ብዛዕባ ኩናት፡ ህይወት ሓይልታት ወዘተ. ዝገልጽ ኣሎ። ኣብ ሓይልታት ነይርካ ዲኻ? ወይ ብዛዕባኡ ከም እትጽሕፍ ዝገበረካ እንታይዩ?**

- ኩቲት ዝተወሰነ እዋን ኣብ ሓይልታት ነይረ እየ። ንሱ ጥራይ ዘይኮነ ግን ሓደ ክጽሕፍ ዝኸቐለ ጸሓፊ - ብኸመይ ይጥምቶ ብዘይገድስ - ንክውንነት ህይወቱን ከባቢኡን ክገጥሞ ኣለዎ በሃላይ እየ። ናተይ ወለዶ ዝሰበሮን ዝሓለፎን ዘሎ ህይወት ክዝድመሉ ኣይክእልን እየ። ኣነ ኸኣ ኣባል ሻውዓይ ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት ኰይነ፡ ብዘይካ 'ተን ትምህርቲ ንምቕጻል ዝወጸእኩለን ከባቢ ዓሰርተ ሸሞንተ ወይ ዕስራ ኣዋርሕ እንተ ዘይኰይኑ ዝሓለፈ ዓሰርተ ሸውዓተ ዓመታት ምስዚ ህይወትዚ ኣይተባተኽኩን። ስለዚ፡ ዝበዝሕሲ ብዛዕባ እንታይ ክጽሕፍ ደኣሞ ትጽበ? ካብ ተመኩሮኡን ክውንነቱን ዝሃድም ጽሒፈት ቀልዓለም እዩ፣ ቀልዓለም ከኣ ሓሶት እዩ።

<u>ስነ-ጽሑፍ</u>

**• ኣብ ትምህርቲ ዝገደስ ተመሃራይ ኢኻ ነይርካ፡ ብኸመይ ኣብ ስነ-ጥበብ ክትነጥፍ ክኢልካ?**

- ከምቲ ኣቐዲመ ዝበልኩዎ፡ እቲ ኣብ ውሽጠይ ተደጉሉ ዝሰበረ ዝንባለ ስነ-ጥበብ፡ ነቲ ናይ ትምህርቲ ተገዳስነተይ ባዕሉ'ዩ እናሰዓሮ መጺኡ። ሕጂ'ውን መመሊሱ ይስዕሮ'ሎ። ኣውዲቐ የንፈፍዎ'ሎ'ዶ ክብለካ...? ከምኡታት እዩ።

**• ንእሽቶ ከለኻ ኣበየናይ ምድብ ናይ ስነ-ጽሑፍ ኣድሂብካ ኢኻ ትጽሕፍ ነይርካ?**

- ኣብ ግጥሚ

**• ሎሚ'ኸ ኣበየናይ ምድብ ኢኻ ዝያዳ ትደፍእ?**

- ኣብ ሓጺር ዛንታ ሓሓሊፉ ከኣ ኣብ ድራማ።

**• እቲ ኣብ ንእስነትካ ተዘውትሮ ዝሰበርካ ግጥሚ ሕጂ'ኸ ትቕጽሎዶ ኣለኻ?**

- ከም ገለ ምጽእ ክብለኒ እንከሎ ዝገጥሞ እንተ ዘይኰይኑ ግጥሚ ብዙሕ ኣየዘውትሮን እየ። እቲ ቀደም ግዜ ብቐሊሉ ክትጉበሮ እትኽእል ዝመስለካ ግጥሚ እዩ - ሓጺር ስለዝኾነ። ብዙሕ እናፈለጥካ ምስ መጻእካ ግን ግጥሚ ክሳብ ክንደይ ከቢድን ፍሉይ ጻዕሪ ዝሓትትን ምዃኑ ክግንዘብ ክኢለ። ንቓላት ኩተገጣጥሞም ምኽኣል ብገለ ሸነኹ "ቴክኒካል" ገይርካ ክትርእዮ ትኽእል ኢኻ። ክገጣጠም ዘለዎ ግን ካልእ እዩ - ተሰፋ እጉበር ከኣ ምስ ተመኩሮ ዳግማይ ክንራኸብ።

**• ስነ-ጽሑፍ ከመይ ኢኻ ትገልጾ?**

- ብዙሕ ግዜ ብዛዕባ ስነ-ጽሑፍ ብዝተፈላለዩ ኣረኣእያታት ዝተፈላለየ መግለጺታት ተዋሂቡዎ እዩ። ኣነ ምናልባት ምስቲ ብዙሓት ዝሰማምዕሉ፡ ስነ-ጽሑፍ ካብ ድሌትን ሕቶታትን ሕብረተሰብ ነቒሉ መልሲታት ዘናዲ፡ ምንጪ ሓደስቲ ኣተሓሳስባታትን ኣረኣእይታትን ዝኾነ ፈጠራዊ ስራሕ እዩ። ካብ ተመኩሮ ህይወት ተበጊሱ ንህይወት ዘንጸባርቕን ዘረድእን ስራሕ እዩ። ምስ ዝብል፡ ከምኡ'ውን ካልእ ብዙሕ ኰርናዕ ኣጠማምታታት'ኳ እንተሎ፡ ብሓፈሻ፡ ስነ-ጽሑፍ ምስ ማሕበራዊ ክብረን ክውንነትን ኣተኣሳሲሩ ዝወሃብ መግለጺ እሰማማዕ።

**• ሓደ ዕዮ ስነ-ጽሑፋዊ ብቕዓት ኣለዎ ክበሃል እንታይ ምስ ዘማልእ እዩ?**

- ብቕዳምነት ነፍሲ-ወከፍ ስነ-ጽሑፋዊ ዕዮ - ግጥሚ ይኹን ሓጺር-ዛንታ ወይ ኖቭል ወይ'ውን ካልእ - ኣብ ነናቱ ጅር (ወይ ከኣ ጀንረ) ቅቡላት ዝኾኑ ኣገባባትን ጥበባትን ዘማልእ ክኸውን ኣለዎ ኣብ ዝብል ነጥቢ ንፈላለ ኣይመስለንን። እቲ ካልእ መለክዒ ብቕዓቱ ይኹን ማሕበራዊ ኣገዳስነቱ ክኸውን ኣለዎ ዝብሎ ግን ንኣንባቢኡ ወይ ተዓዘቢኡ ዝህቦ ትርጉም እዩ። ኣንበብቲ ወይ ተዓዘብቲ ምስቲ ስነ-ጽሑፋዊ ስራሕ ኪጋጠሙ እንከለዉ፡ ጕዝኣ-ነበሶምን ስምዒቶምን ክንቀሳቐስ፡ ናይ ጕዝኣ-ርእሶም ግብረ-መልስን መረዳእታን ምስቲ ስራሕ ከወሃህድ እንተ ኽኢሉ፡ ሓይሊ ናይቲ ስራሕ ምስክር እዩ ማለት እዩ። ንሳቶም'ውን ነቲ ስራሕ ህይወት ክህቡዎን ክንቀሳቐሱዎን ዘኽእሎም ባእታታት ክረኽቡሉ'ኮ ኣለዎም። ኡምቤርቶ ኤኮ ዝተባህለ ኢጣልያዊ ጸሓፍን ሃያስን "ጽሑፍ ሃካይ ማሽን እዩ!" ኢሉ እዩ ዝገልጾ። ኣንባቢ እዩ ዘንቀሳቕሶን ዘስርሖን ከኣ ይብል። ስለዚ፡ ንኣንባቢኡ ከምኡ ንኽገብር ዕድል ዝሁብ ጥራይ ዘይኮነስ ከንቀሳቕሶ ዓቕሚ ንዘለዎ ኣንባቢ'ውን ንኽንቀሳቐስ ዘኽእሎ ባእታታት ክህሉዎ እንተ ኽኢሉ እዩ ብቕዓቱ ዘረጋግጽ። ብኻልእ ኣበሃህላ ሓደ ስነ-ጽሑፋዊ ስራሕ

ኣብርኾትን ዘለዎ ብቕዓት ክውንን ንውሽጣዊ ሕቶ ውልቀ-ኣንባቢቱ ክረክበሉ ክምልስን ምስ ዝኽእል እዩ። ሰብት ከኣ ንውሽጣዊ ድሌታቶም ዝረክቡሉን ንጉዳዮም ዘተንፍስሉን ኣረኣእያታት ዝፈጥርን ስነጽሑፍ እዮም ዝደልዩ። ስለዚ፡ ኣገዳሲ መርኣዪ ብቕዓቱ እዚታት እመስለኒ።

**• ሓደ ሰብ "ግጥሚ" ስለ ዝገጠመ፡ "ዛንታ" ስለ ዝጸሓፈ፡ ገጣሚ ወይ ደራሲ ክበሃል ይከኣልዶ? ንስኻ ደራሲ እትብሎ ከመይ ዝኣመሰለ እዩ?**

- ምስቲ ኣቐዲመ ዝጠቐስክዎ ሒዝና እንተ ረኣናዮ ጽቡቕ እመስለኒ። ገጣሚ ወይ ደራሲ ንምባል ኣብ ርእሱ ግጥሚ ይኹን ፍኑውድርሰት ዝሓቶ ካናይ ጉዳእ-ርእሱ ስነጽሑፋዊ ብቕዓት፡ ድርኺት ናይቲ ስነጥበበኛ ወሳኒ እዩ። ምስኡ ከኣ ኣረኣእያኡ፡ ኑቲ ሞያን ኑቲ ዘልዕሎ ኣርእስትን ካልእን። እዚ እቲ ውሽጣዊ ነገራት ናይቲ ስነጥበበኛ ስለዝኾነ ክትዕቅኖ ወይ ክትመዝኖ የጸግም እዩ። ኣብቲ ስራሕ ስለ ዝንጸባረቕ ግን ክትግንዘቦ ቀሊል እዩ። እቲ ኣገዳሲ ነጥቢ ግን እቲ ስነጥበበኛ፡ ኑቲ ሕብረተሰብ ካብ ስነጥበቡ ክረኽቦ ዝግባእ መንፈሳዊ ሓይሊ ወይ'ውን ሓደ ሕብረተሰብ ኣብ ርእሱ ማተሪያላዊ ሃብቱ ክውንኖ ዝግብኦ መንፈሳዊ ሃብቲን መድሃኒትን ገለ ከምኡታት ዝርዳእን ንዑኡ ክንብር ብቕዓትን ቅሩብነትን ዘለዎ ክኸውን እንተኽኢሉ'ዩ ከምኡ ዝበሃል ዝመስለኒ።

**• ኣካዳሚያዊ ትምህርቲ ኣብ ስነ-ጽሑፍ ብሓፈሻ ከኣ ኣብ ስነጥበብ ዘለዎ ግደ ከመይ ትገልጾ?**

- ግደ ትምህርቲን ስልጠናን ኣብ ዝኾነ ይኹን ዓውዲ ዘካትዕ ኣይኮነን። ስነጥበብ ፈጠራዊ ስራሕ ናይቲ ስነጥበበኛ ይኹን እምበር ገለ ክፋሉ ሳይንስውን እዩ። ስለዚ፡ ካብቲ ኣገዳስነቱ ማለተይ ንሓደ ሕብረተሰብ ዝህቦ ጥቕሚን ረብሓን፣ ዝወሃቦ ዝተፈላለየ ክልሰ-ሓሳባዊ ትንታነን ኣጠማምታታትን፡ በብፍቱ ዓይነት ክህሉዎ ዘለዎ ጥበባዊ ኣካውና፡ ከም ስነ-ጥበበኛ ንናትካ ይኹን ንናይ ካልኦት ስርሓት ብፍልጠት ክትንትንን ክትርዳእን ክትክእል… ወዘተ ትምህርቲ መሰረታዊ እዩ። ብዘይትምህርትን ፍልጠትን ዝትስእ ነገር የለን፡ ኩሉ ድኻም ኮይኑ እዩ ዝተርፍ። ንሓደ ስነጥበበኛ ትምህርቲ ንዕበዩቱ ኣዝዩ ኣገዳሲ እዩ። ትምህርቲ ዘለዎ ሰብ፡ ፍልጠት ጥራሕ ስለ ዘለዎ ስነ-ጥበበኛ ክኸውን ይኽእል'ዩ ክበሃል ግን ኣይከኣልን።

*__ሓጺር-ዛንታን መጽሓፍ "ተረፍ"ን__*

**• ኣብ ፈለማ ወርሒ ናይዚ ዓመትዚ ኣብ ዝተኻየደ "ቀዳማይ ሰሚናር ብዛዕባ ነቐፌታዊ ገምጋም ስነጽሑፍ ትግርኛ" — "ምቕልቃልን ምምዕባልን ሓጺር-ዛንታ ትግርኛ ኣብ ኤርትራ" ዝብል መጽናዕታዊ ወረቐት ኣቕሪብካ ነይርካ? ትሕዝቶኡ ብሓጺር ከመይ ይመስል?**

- ሓጺር ዛንታ ከም ሓደ ጀ͏ር ናይ ስነጽሑፍ ድሕር ኢሉ ዝመጸ ዓይነት ጥበብ እዩ። ብኡ መንጽር ከኣ ሓጺር-ዛንታ ትግርኛ ኣብ ኤርትራ ድሕር ኢሉ ዝተለለየ እዩ። ብመሰረት ዘካየድክዎ መጽናዕቲ፡ ኣብ ስነጽሑፋዊ ጉዕዞ ትግርኛ ኤርትራ፡ ሓጺር-ዛንታ ኣመጻጽኣኡን ኣመዓባብላኡን ዝሓለፎም ዝተፈላለዩ መድረኻትን፡ ንምዕባለኡ ዝደረኹ ወሰንቲ ረቛሒታትን ሓፈሻዊ ትሕዝቶኡምን ክድህስስ ዝፈተነ እዩ። እቲ ቀንዲ መጉት ናይቲ መጽናዕቲ፤ ሓጺር ዛንታ ትግርኛ (ኣብ ኤርትራ) ከም ሓደ ጀ͏ር ስነጽሑፍ ኣብ 1980ታት ኣቢሉ፡ ብድርኺት ዝተፈላለየ ስነጽሑፋዊ ንጥፈታት ኣብ ሳሕል - ማእከል ብረታዊ ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ- ከምኡ'ውን ኣብ ኣስመራ - ትሕቲ መግዛእቲ - ከም ዝተቐላቐለ ይፍለጥ። ኣብዚ ክልተኡ ቦታታትዚ ሰሚናራት፡ ናይ ትርጉም ስርሓት፡ ስነ-ጽሑፋዊ ውድድራትን ስልጠናታትን ነዚ ዓይነት ስነጽሑፍዚ ልሉይ ኣብ ምግባርን ንቕድሚት ኣብ ምስጓምን ምርኡይ ተራ ተጻዊቶም እዮም። ዝብል እዩ።

**• ሓጺር-ዛንታ ትግርኛ ኣብ ቅዲ ትረኻኡ ብዙሕ መለሳታት ኣለዎዶ?**

- ብመሰረትተን ዘቕምጥኩወን ዓንዲታት ናይቲ መጽናዕቲ፡ ቅዲ ትረኻ ሓጺር-ዛንታ ትግርኛ እናተቐየረን እናበዘሐን እዩ መጺኡ። እቲ ወረቐት'ውን ነዚ መለሳታትዚ ገለ ኣብነታት ብምቕራብ ብመጠኑ ዳህሲሱዎ'ሎ።

**• ናትካ ጽልዋ ኣብ ሓጺር-ዛንታ ካበይ ዝቕለ እዩ?**

- ካብኡታት ዝወጸእ ኣይኮነን። ድሕሪ'ቲ ኣብ '94፡ ብዑመር መሓመድሓሴን (ኣቡዓምራ) ዝቐሰምናዮ መባእታዊ ስልጠና ስነጽሑፍ፡ ንሱ ዝፈጠረልና ድርኺትን ምንባብ ዝተፈላለዩ ሓጺር-ዛንታታትን እዩ።

**• ኣብዛ "ተረፍ" ዝኣርእስታ መጽሓፍካ፡ 11 ሓጺር-ዛንታታት ሓደ ከኣ ከም መእተዊ ዝተጠቐምካሉ ውልቀ-ቴማ ወይ ፐርሰናል ኢሰይ ኣለዋ? ኩሉ ዝጸሓፍካዮ ዲኻ ሓቲምካዮ ወይስ ሓሪኻዮ ኢኻ?**

- ዝሓረኹዎ እዩ። ኩሉ ዝጸሓፍኩዎ ግድን ክተሓትሞ ኣለካ ዝብል ኣረኣእያ ከኣ የብለይን። ገለኡ ትጽሕፎ እኮ ናትካ ውልቃዊ ግዚ ኣዚዙካ እዩ ዝኸውን። ገሊኡ ናይ ጸቢብቲ ስምዒታትካ፡ ናይ ባእስኻ፡ ቀጨጭውካ፡ ቁጥዐኻ፡ ከም ሰብ'ውን ውጽኢት ጣዕሳታትካ ስንፍናኻ ትርእየሉን ካልእን እዩ ዝኸውን… እንታይ ገበረ ኣንባቢ ከክፉኡ ስምዒትካ ተራግፈሉ። ወረዱ'ውን ትርጉምን ጣዕምን ዘይህብ ይኸውን… ክሕረ ኣለዎ'ምበር።

**• እዛ መጽሓፍካ "ብተመሳሳሊ ተመኩሮ ንዝሓለፉ ኩሎም መዛኖይ ትኹሓለይ" ዝብል ወፈያ ገይርካላ ኣለኻ፡ እቲ "ተመሳሳሊ ተመኩሮ" እትብሎ እንታይ እዩ?**

- ዕድመናን ንሩብሮ ዘለና እዋንን ሓቲቱና ብሓባር ዝሓለፍናዮ ተመኩሮ ንምባል እዩ። ብዕድመ መዘኑ ስለ ዝኾንካ ጥራይ ተመሳሳሊ ተመኩሮ ትሓልፍ ማለት ኣይኮነን። መዘናኻ ኮይኑ፡ ካብቲ ብሓባር ክትነብሮን ክትሓልፎን ክትቃለሶን ዝግባእ ዝኣለ ወይ ብኡኡ ክብለጽ ዝደለ… ብዋጋኻ ክነብር ዝደሊ'ውን ኣሎ። ካልእ ካልእ ሕማቕ ተመኩሮታት'ውን ኣሎ። ስለዚ፡ ንመዛኖይ ጥራይ ክብል ኣይደለኹን፡ ኣገዳስነት ናይቲ ወፈያ "ኑቶም ብተመሳሳሊ ተመኩሮ ዝሓለፉ መዛኖይ" ክበሃል መሪጸዮ።

**• ኣብ "መእተዊ ዛንታ" መጽሓፍካ ወግዒ ቡን ጠቒስካ ኣለኻ። እቲ ወግዒ ከመይ እዩ ንዓኻ?**

- ንዓይ ጥራይ ዘይኮነስ ንኹሉ ኣብቲ ወግዒ ዝነብር፡ ዘስተማቕሮን ዝርድኦን ትርጉም ዝህቦ። ብመሰረቱ ግን ኣነ ምስታይ ቡን ኣብ ጉዱና ምሰደይ እየ ለሚደዮ። ኣገልግሎት ገለ ኢልና ብፍላይ ኣብ ጋሻ ባርካ ክንቀሳቐስ ከለኹ ድማ እቲ ልምዲ ሓዩሉ። ካብቲ ዝስተ ቡን ንላዕሊ ግን፡ ወግዑ እዩ ዝያዳ ዘገድሰኒ። ኣብቲ ወግዒ ክትእከብ እንከለኻ፡ ግዜ'ውን ስለ እትወስድ ስምዒትካ እናተናበብካ፡ ንኹተውራ፡ ንኹተዕልል፡ ንኽትዛተ፡ ንኽትተዓረቕ፡ ንኽትፋቐር ዕድል ትረክብ። ካብ ተመኩሮይ፡ ኣብ መንጎ መሳርሕቲ፡ ደቂ ኣሃዱ ገለ ሓቢርካ ትቋደሶ ወግዒ ቡን፡ ክንደይ ተኸሲቡዎ እዩ። ክንደይ ዛንታታት፡

ክንደይ ኣበሃህላታት፡ ክንደይ ሰሓቓት ኣሎ መስለካ ኣብ ውሽጠይ! እናፍቼ ድማ። ኣብ ስድራቤትና ንፍቕሪን ብሓፈሻ ንጥዕና ናይቲ ስድራን ኣገዳሲ ኣጋጣሚ እዩ ኢለ እየ ዝሓስብ። ወግዒ ቡንን ወግዒ መኣድን ንሓደ ስድራ ኣድለይቱ እዩም - ብሓቂ። ኣብ ስደት ዘለዉ ኣሕዋተይ ሕጂ፡ ክድውሉልና እንከለዉ ከም ምሳና ክስምዖም እዩም 'መስለኒ፡ ወይ ናፍቖቱ እናሰዓሮም ግዲ ኰይኑ ዝበዝሕ ግዜ ኣብቲ ልሙድ ሰዓታት ቡንን መኣድን ጉዳ እዮም ዝድውሉ። ስቕ ኢሉ ዝመጸ ከኣ ኣይመስለንን። ሓይሊ ኣለዎ፡ ንሹልኻ ዘተኣሳስር መንፈሳዊ ሓይሊ። ክዕቀብን ናብ ወለዶታት ክሰግርን ከኣ እትስፎ።

**• ኣብ "መቕድም" ናይ መጽሓፍካ ክውንነታዊ፡ ፋንታዝያዊ፡ ትልሚ-ኣልቦ ወዘተ. ዝብል ዝተፈላለየ ቅዲ-ጽሕፈት ከም ዝተጠቐምካ ገሊጽካ ኣለኻ፡ እዚ ቅዲታት ኣብቲ ዛንታታትካውን ይርአ እዩ። ብቕዲ እናሓሰብካ ዲኻ ትጽሕፍ ወይስ ድሓር ኢኻ ቅዱ ትፈልጦ? ቅዲኻ እንታይዩ ዘገድስ?**

- ኣብዚ መጽሓፍ እሞ ከኣ ፈጺመ ቅዲ እናሓሰብኩ ዝጸሓፍክዎ የለን። ባዕሉ እቲ ዛንታታትን ዝፈጥርኩዎም ጠባያትን ዝሓረይዎ ኩነተ-ህላወ እዩ ቅዲ ፈጢሩ። ሓድሽ ዘይኮነስ ኣብቲ ዝሓለፈ ይስኣዕ። ንኣብነት "ዝፈለሰ ፍቕሪ" እትብል ዛንታ፡ ኣብ 2004 ኣብ ቀዳማይ ፈስቲቫል መንእሰያት ሳዋ ቀዳማይቲ ተዓዋቲት ዝነበረት እያ። ሽዑ ሓደ ካብ ዳያኑ ናይቲ ውድድር ዝነበረ ተስፋኣለም (ጫሪ)፡ ተዓዋቲት ዝገበራ ብዘይካ ትሕዝቶ ቅዲ ኣዘናትዋኣ ምዃኑ ነጊሩኒ። ኣብ ርእሰቲ ቀንዲ ውሽጣዊ ኣዘንታዊ፡ ናብ ኣንባቢ ዝቐረበ ካልእ ግዳማዊ ኣዘንታዊ እዩ ንኣንባቢን ንቐንዲ ኣዘንታዊን (በዓል ዛንታ) ዘራኽብ። ብድሕሪኡ እየ፡ ብዛዕባቲ ዘይፈልጦ ዝነበርኩ ግን ከኣ ዝተጠቐምኩሉ ቅዲ ኣዘናትዋ "Narrative mode" ኣብ እትብል ኣብ ብሪትሽ ላይብረሪ ካብ ዘላ መጽሓፍ ብዙሕ ፈሊጠ። ካብይ ደኣ መጺኡ? እንተ ኢልካኒ ምናልባት ከምኡ ዝመስል ቅዲ ኣንቢበ ነይረ ይኸውን… እንድዒ። "ዓራይ ሰዓት" እትብል ዛንታውን እንተ ርኢና ሕጂ እቲ ዓራይ ሰዓት ፈንጺጉኒ እዩ ቢቃ…! ባዕሉ'ዩ ተዛራባይ ኰይኑ። ስምዒቱ፡ ነድሩ፡ ክኸውን ኣለዎ ዝበሎ ከዩናሕሰዩ ይዛረብ…። ስምዒዩ ስምዒዩ ከኣ ይመጽካ፡ ዋላ እናጸሓፍካዮ'ስ ትሰምዖ ምሽ ኣሎ… ተረዲእካኒ ትኸውን ኢኻ! ነታ ዛንታ ኪጅምራን ብዛዕባቲ ጠባይ ክሓስብ እንከለኹን ከምኡ ኣይነበረን፡ ደሓር ግን ፈሲሱ። ኩሉ ከምኡታት እዩ ነናቱ ካልእ ዛንታ ኣለዎ። ኣቐዲምካ ቅዲ ምሕሳብ ከኣ ኣሳሪ ደኣ ከይከውን? እወ ኣሳሪ እዩ ንዓይሲ። ደሓር ምስ ወጸ እቶም ክኢላታት ይሕመመሉ፡ ይተንትንዎ። እንተ ተደጋጊሙን ክሰዓብ እንተ ጀሚሩን ከኣ ሓድሽ ቅዲ ይበሃል ሽግር ዘለዎ ኣይኮነን። ቅድሚ ቅድታት ከኣ ጽሕፈት እዩ ተፈጢሩ።

**• እቲ ዛንታታት ዘንበቡ ሰባት እቲ ኣጸሓሕፋ ርእሱ-ታሪኻዊ (Autobiographi-cal) ይመስል ዝበሉኒ ኣለው። ከምኡ ክበሃል ይከኣልዶ - ብግልጺ ንገረኒ?"**

- እዋእ፡ ብግልጺ እንደየ ዝሶግረካ ዘለኹ (ሰሓቕ…) ብዝኾነ ዓቕኑ ይፈላለ ይኸውን እምበር ጸሓፊ ሙብዛሕትኡ ግዜ ርእሱ-ታሪኹ'ዩ መበገሲኡ፡ ናተይ መረዳእታ እዩ፡ ብዙሓትውን ከምኡ እዩ ዝርድኦም። ትጽሕፎ'ኮ ነጸብራቕ ናይቲ ኣብ ውሽጥካ ዝተዋህለለ ተመኩሮን ትዕዝብትን ገለ እዩ። ጸሓፍስ ብገለ ዓቕን ኣብቲ ዛንታ ኣሎ። ኣብ ጽሑፉ ክርከብ ኣለዎ። ንሱ ምስ ኩሉ ዓይነት ህላወኡ ኣብ ጽሑፉ ዘይርከብ እንተኾይኑ ግን ጨውና የብሉን።

**• ከምኡ እንተኾይኑ፡ ካብ ገጽ 52 ክንበልካ፤**

… ኣዒንቲኻ ሓንሳብ ኣብ ሰብኣታ እንተኣዕረፉ ክሳቐቕ ገደል እዩ። ንዘዘመጹ ዓማዊል ቡን እናፍልሓት ክትዕድል ሓፍሓፍ ክትብል እንከላ፡ ልብኻ ምስኣ'ዩ ዝሕቈን። ንኹሎም ተኣንገድታ በብቛንቛኦም'ያ ተዛርቦም። ብዝሒ ቋንቋ፡ ዜማ ኣሰሓሕቓ፡ ሕብሪ ሰብነት፡ ህይወት ናይቲ ገዛ እዩ። ንሳ ከኣ እቲ ካብ ልሳና ዝወጽእ ዘረባ ጥራይ ዘይኮነስ፡ ኣዒንታን ኣስናናን፡ ኣብ ውሽጢ'ቲ በረቕረቕ ዝብል

ሓዳስ መጽሓፍ

ተ
ረ
ፍ

11
ሓጺር
ዛንታታት

ብኣኽደር ኣሕመዲን

ረቒቕ ክዓን ሃሩር ኲይኑ ብቕርጹ ዝልለ ኣጥቢታ፡ ኣስላፋ፡ ዳናጉኣ... ቋንቋኡ ክሰምዕን ክስተማቕርን ንዝኽኣለ ሰብ ዘኸስቡ፡ ንኣፍጉዛኣ ልዕሊ ቤትጸሎት ክመላለሶ ዝቕስብ እዩ።

**• እዛ ምብራቕ ዝበልካያ ኣብ ሰንከትክናብ እትቕመጥ መንያ?**

- (ሰሓቕ...) ዘይትኻግዳ...፡ ዘይትረኽባ? ሕቶታታ ክትምልስ እንተ ትኻቅል ጽቡቕ ነይሩ። መቸም ብዘኸኑ ኣዳርሰር - ኣሲታት ዕስራን ሓሙሽተን ኪሎ ሜተር ካብ ሳዋ ንሸንኽ ምዕራብ መገዲ ግርማይካ - ኣብ ዝሐበርኩሉ እዋን ሰንከትክናብ እትብሃል ዓዲ 'ላ ኣብ መንገሮ መዕረፊት ኲይና ብዙሕ ግዜ ኣሳጊሲያ ኣለኹ። ገለ ኣብኡ ዛንታ ተጠቂመሉ ዘለኹ "ስፐይስ" ናይቲ ዛንታ ኣብኡ'ሎ። ደቂ 'ቲ ከባቢ፡ ነገዶ፡ ጊያሾ፡ ውተሃደራት... ዝኑብሩዋን ዘላግሱዋን እያ። እቲ ባህርያዊ ዝኸኑ ንሽኻ ኬንካ ምንባር፡ ብዘለካ ምዕጋብ፡ ናብራኻ ክትስዕር ምቅላስ... እሞ ድማ ተሓጉሶካ ገለ ምስ ተዓዘብኩዎ ቀኒኣ። ኣዕብዩ ኣቢለ ከኣ ኑቲ ሃዋሁ ናይቲ ዛንታ ተጠቂመሉ እየ። ሽዑ ምብራቕ እያ ትመጽእ። ምብራቕ ሓንቲ ጽብቕቲ ጓል ተሰነይ እያ፣ ኣብኡ ኢና ጽቡቕ ንፋለጥ። ስማ፡ መልክዓ፡ ኣረኣእያኣን ከኣ ብገለ ሸንኹ ቌንጢረ ተጠቂመሉ። ኣብ ዕላልና እንታይ ኢኹም ክትሃድሙ ጥራይ ትደልዩ? ሱዳን እኮ ሳክት እዩ? ዝተማህረ ሰብ ከኣስ... ትምህርቱ ተሰኪሙ ክኸይድ! ዝዓይኑቱ ኣጠማምታን ንስማ እትህቦ ትርጉምን ኣልዒለ፡ ዚያዳ ምዕራብ ክኸኑለይ ምእንቲ ከኣ፡ ኣብ ሰንከትክናብ ወሲደ ኣቐሚጢያ። ኣዕሙቕ ኣቢለ ከኣ ሃኒጺያ፡ ምስቲ ቦታን ስራሕን ኣወሃሂደያ ማለት እዩ። ቡዳሪት ኲይና እያ ቀሪባ ዘላ። ኑቲ ንስደት ዘለዋ ኣጠማምታ፡ ኣብኡ ከኣ ስለ ዝዓበየት፡ ምስቲ ኣዘንታዊ ምስ ኵሉ'ቲ ፊልማ ካብ ትምህርቲ ምስ ወጸእካ ዝዘውተር ድንጉር ኣጠማምታኡ ንኑብሱን ንሕብረተሰብን እናጋጠምኩ ከኣ እቲ ዛንታ ጽሒፈዮ። ስለዚ ምብራቕ ከም ዘላታ ልበወለዳዊት ጠባየት እያ። ካብ ዋላሓንቲ ዝተፈጥረት እያ ክትብሃል ግን ኣይትኽእልን። እታ ኣብ ሓቀኛ ዓለም ዘላ ምብራቕ ሓደ መዓልቲ ብኣካል ንረኽባ፡ ነዕልላ ምሽ ኣለካ። እቲ "ፕሮፖርሽን" ወይ ምጣኑ ናይቲ ኣብ መጽሓፍ ዘሎ መንነት ድማ ባዕልኻ ትዕቅኖ።

**• "ጃማእ" ኣብ ትብል ሓጻር-ዛንታ ከኣ ኣብ ገጽ 110፤**

*... ካብ ባረንቱ ዝነቕለት ዝተሳፈርናያ ኣውቶቡስ ድሕሪ ናይ ሓሙሽተ ሰዓታት ጉዕዞ ኣስመራ ኣገምጊም ምስ ኣበለትና ዝኸረ ማሊሱ ሓደሰኒ፤ ተራኣየትኒ! ቢቃ ሕጂ ተማርዕያ እያ። ካልእ፣ ናይ ካልእ ሰብ ኲይና፤ ካብ ወጻኢ ምስ ዝመጸ። ከምቲ ምሳይ ክትሰዓዓም እንከላ ዓይና ዝጠፍኦ ዝነበረ ክኸውን እንከሎ ተራኣየኒ፤ ብቕንኢ ሓረርኩ። እዛ ናይ ምስዕዓም ጥበበኛ፣ ኣብ ፍቕራዊ ቅልስ ዚቃነ ደሃያ፣ ሽዑ ዛዕዛዕ ዝብል ረሃጻ፣ ሃንፍታኣ፣ እቲ ጣዕሚ...፤ ጩና ናይታ ተዘውትራ ዝነበረት ሳሙናውን እናተዘከረኒ፣ ኣውቶቡስ ወረደ ገዛና ክበጽሕ ኣይተፈለጠንን።*

**እዚ ዛንታዚ ናይ መን ዛንታዩ? መንያ ማክዳ? መንዩ እቲ ኣዘንታዊ?**

- ብጥሪኡ ማለት ከምዝለዎ ናይ ዋላሓደ ሰብ ኣይኮነን። ናይ ብዙሓት መዛኖይ ዝመስል ዛንታ ግን፡ እንተላይ ንዓይ ሓዊስካ... (ሰሓቕ...)። እታ ጓል ድያ ኣገዲሳትካ ሕጂ?

**• ተራእያትኒ እምበር? እንተላይ እቲ ዛንታ?**

- ማክዳ ትብሃል ኣብ ህይወተይ ዝፈትዋ ሰብ ነይራ እያ። ኮቲተ ዕርክነት ወዲን ጓልን ክፈልጥ እንከለኹ ናይ መጀመርታ ንልበይ ዝቐረበት ንሳ እያ። ሕጂ ኣብ ኣመሪካ እያ ዘላ። እታ ኣብዛ መጽሓፍ ዘላ ማክዳ ግን ገለ ነገራት እያ ካብታ ናተይ ማክዳ ወሲዳ፡ 'ምበር ምሉእ ብምሉእ ንሳ ኣይኮነትን። ሓቂ እዩ ንሳውን ተመርዕያ እያ ከይዳ፡ እቲ መገዲ ግን ከምቲ ኣብቲ መጽሓፍ ዘሎ ኣይኮነን። ግን ከኣ ተመሳሳሊ እዩ። ምናልባት ብዘዕባ መርዓን ወጻኢ ምኻድን ዝተዳቐለ ኣረኣእያ ይህሉ እዩ። እምበር ንባዕላ ኣባል ሓምሻይ ዙርያ ኲይና ኣብ ኣገልግሎት ዝነበረት እያ። ገለ ክፉል መልክዓ'ውን ካብ ካልእ ጓል ዝተወሰደ እዩ። ድሕሪ ትጸቢት፡ "ፍቕሪ" ንበይኑ ኣብ ዘብጽሖ የብሉን ኢልካ ብትኽ ምባልን ምውሳንን፡ ብፍላይ ንበዓል ወጻኢ ከም መፍትሒ ኵሉ ጸገማት ገይርካ ምምላኽ ዝነበረ ግጉን ኣጠማምታ ቡቲ ሓደ፡ እቲ ኣብ ምጅማር ናይታ ዛንታ ንኣዘንታዊ ኣብ ሕልሙ ዘዕገርግሮ ብፍላይ እቶም ሰብ ወጻኢ ዘለዎም መመረጽካ ቦግ ናይ ምባል "ኢንተንሽን" ከምኡ'ውን ኣጠማምታ ናይቲ ሕብረተሰብን ኣትዩዎ ዝተሃንጸ ዛንታ እዩ።

**• "ግዜይ... ንእሰትይ ወዲእካዮ...! ካብዚ ንላዕሊ እንታይ ክትወስደለይ ትደሊ?" ክትብሎ እንከላ ነዊሕ ከም ዝተጸመመት ኢና ግን ንርዳእ?**

- እቲ ንሱ ዝምልሰላ ከኣ ኣገዳሲ እዩ፡ ኣብቲ ናቱ ኮንቴክስት ኣእቲኻ ምርኣዩ የድሊ። "... እዚ ተውዲኡ ትብልዮ ዘለኺ ንእሰትነት ናይ ክልተና'ዶ ኣይኮነን? ዕድመይ ኣቐሚጠ መዓስ ኲይነ ብንእሰትነትኪ ተዋገዘ..." ገለ እዩ ዝበላ። ፍቕሪ ናይ ክልተኻ ምኻኑ፡ እቲ ትረኽቦን ትስእኖን ከኣ ብማዕረ ምኻኑ፡ ዘቀናዙ እንተ'ለዎ ክትማቐሎ ምሽ ኣለካ! ኣብ ናይ ሓቂ ፍቕሪ፡ ብእምነት፡ ፈቲኻ ተፋቲኻ፡ ክኸነልና ኢልካ ዝወሰድካዮ ውሳኔታት ንክልተኻ እዩ። ስለዚ፡ ሓደ ብዋጋ ናይቲ ሓደ ክበለጽ ከም ዘይክእል ገለ'ዩ ክምጉት ዝፍትን።

**• "ፊሻ" ኣብ እትብል ኣብ ገጽ 130 ከኣ፤**

*ኲናት ርጉም... ንፍቱዋትካ ከመይ ኣቢሉ መንጢሉ ከምዝሕደካ ይፈልጥ እዩ። ካብ ከፉእ ሰብ ይኸፍእ!... ምኽን ኲናት እንታይ ክገብርኸ ይመጽእ...?*

**ኲናት ከመይ ኢኻ ትገልጾ?**

- ከምቲ ብቐጥታን ብምእማትን ኣብ መጽሓፈይ ዝገለጽኩዎ... ዘዝበለጸ ወሲዱ ሐሕማቑ ዘትርፈልካ እዩ - ኲናት!

**• ኣማን ዝበልካዮ'ኸ መንዩ?**

- ንሱ'ውን ብተመሳሳሊ ኣገባቡ፡ ናይ ብዙሓት መዛኖይ መንእሰያት ባህሪ ሒዙ ዝተሃንጸ ጠባይ እዩ።

**• እዛ መጽሓፍ ድሕሪ ምዝርግሓ፡ ካብ ኣንበብቲ እንታይ ግብረ-መልሲ ረኺብካ?**

- ካብ ብዙሓት ሰባት ግብረ-መልሲ ረኺበ እየ። ኣንበብቲ ኣብቲ ኣብ ኢደም ዝበጽሐ መጽሓፍ ርእይቶታቶም ክህሉዎም ጽቡይ እዩ። ኣናብባኦም ብዝተፈላለየ መገዲ ክገልጹ ከለው ከኣ ተራኦም ይጻወቱ ኣለው ክትብል ትኽእል ኢኻ። እቲ ጽሓፊ ዝጸበዮ ግብረ-መልሲ "ንፉዕ ወይ ሕማቕ" ንኽብሉዎ ኣይኮነን። ኣናብባኦም እዩ ዘገድሶ። መለክዒታት ኣቐሚጦም ክምጉቱ፡ ክከጽጉ... እንተኽኢሎም ከኣ ኑቲ ጽሓፊ ዓቢ ምትብባዕ እዩ። ኑቲ ዝምጉቱዎ'ውን ብተመሳሳሊ። ክሳብ ሕጂ ተረዲኣዮ ከም ዘለኹ እታ እገለስ፡ እቲ እገለስ ዝብል ኣብ ጠባያትን ዛንታን ዘተኲረ ግብረ-መልሲ ይበዝሕ። እቲ ዝመጽኣካ ርእይቶታት'ውን ዝበዝሐ ካብ ዘይተጸበኻዮ ኣንባቢ እዩ። ናይቲ ተራ ኣንባቢ ግብረ-መልሲ ብዙሕ ኣገድሲኒ እዩ፣ ኣኽብሮ ከኣ። ብዓቢኡ፡ ብልማድ ስነ-ጽሑፋዊ ክልሰ-ሓሳብ ዝተቐለሰ ንባባት ክመጽእ

ግን እምነ። ቅኑዕ "ስነ-ጥበባዊ ውልቀ-ባህሊ" ምምዕባል ኣገዳሲ እዩ። ስነ-ጥበብ ማለት ብዝዕባ እቲ ስነ-ጥበበኛን ኣልመገዲታቱን ምዕላል ኣይኮነን። እቲ ቀንዲ፣ ኣብ ሞንጎ ናይ ስነ-ጥበብ "ሰርከሳት" ወይ ጉጅለታት ኣብቲ ውጽኢት ስራሕ ኣተኩርካ ናይ ምዝርራብ ባህሊ ክሰግስ እትስፎ።

**• መጽሓፍካ ደጊመ ከንብቦ እንከለኹ፥ ብዘይ ቀልዓለም መመሊሳ ትምቅረኒ፣ ትሕድሰኒ፣ ዕምቈት ዘለዋ ሓያል መጽሓፍ ኰይና እያ ድማ ረኺብያ። ኣብዚ ከኣ ሓይሊ ቋንቋ ከም ዘሎ ክርዳእ ክኢለ። ብሓፈሻ እዚ ሓይሊ ካበይ ዝመጸ እዩ?**

- ቡቲ፣ ሓደ ኣንባቢ ንጽሑፍ ዳግም ዝፈጥረሉ መስርሕ ጽሩይ ኣናብባ ገይርካ ኣዎም ዛንታታት ከተህልዎምን ክትራኸቦምን ምኽኣልካ፣ እቲ ሓይሊ'ውን ኣብ ናይ ምንባብ ክእለትካ ኣሎ ኢለ እኣምን። ብሓፈሻ ግን፣ ኣብ ዝርዝር ከይኣተኹ ንነዊሕ ዓመታት እየ ምስ ጽሑፍ ኣብ ዝተኣሳሰር ስራሕ ጸኒሐ። ቋንቋ ከኣ እንተ ዘይኣስራሕካዮ ኣብ ውሽጥኻ መሪጹ እዩ ዝተርፍ። ክትመልኮ፣ ክትጻወተሉ፣ ኣበይን ብኸመይን ትጥቀመሉ ተቐሪቡልካ ክጸንሕ ምእንቲ ዘየቋርጽ ምልምማድ የድልዮ። ካልእ፣ ክትሰምዕ ምኽኣል ንሓደ ጸሓፊ ኣገዳሲ እዩ። ኣደይ ሕጂ ብዙሕ ምስላታት እያ ትምስል። ኩሉ ግዜ ኣብ ወግዒ ቡን ኣብ መንጎ ዕላል ብውሑዱ ሓንቲ ምስላ ኣላ። ከመይ ኣቢላ ነቲ ዕላልን ነቲ ምስላን ቀልጢፋ ተዛምዶ የሕስበኒ፣ ግን ከኣ ይጠቕመኒ። ብሓፈሻኡ ግን ሰባት ዝዛረብዎ ጽን ኢልካ ክትሰምዕ ክትክእል፣ ሓሳባትን ኣረኣእያታትን ናይ ሰባት ክትርድኦ ምኽኣል ሓይሊ ይህበካ እዩ። ምንባብ ከኣ እፈቱ እየ። እቲ ናይ ቋንቋ ትግርኛ ኣበሃህላታት፣ ቃላትን ኣጠቓቕማኣምን ብናይ ትግርኛ ጽሑፋት፣ ብፍላይ ናይ 40ታትን 50ታትን ጋዜጣታት፣ መጻሕፍቲ ልበወለዳት፣ መንፈሳዊያንን ፖለቲካዊያን ጽሑፋት ብብዝሒ ብምንባብ ተጻልየ እየ፣ ክበል እኽእል። ካልእ ከኣ ከም ጸሓፊ፣ ንኹሉ'ቲ ኣብ ከባቢኻ ዘሎ ነገራት ዓቕምኻ ብዘፍቅዶ ብዕምቈት ምዕዛብ፤ ሕቶታት ብምቕማጥ ክትምርምሮ ምፍታንን ካልእን ኣሎ። ዘይትፈልጦ ወይ ክትገልጾ ዘጸገመካ፣ ቡቲ ንቑሕ ኣእምሮኻ ናብ ዘይበጽሖኮ ዓለም፣ ሰባትን ፍጻመታትን ሒዙካ ዝዕዝር ኣብ ትሕተ-ውናኻ ዝህሉ ነገራት ምህላው'ውን ክዘንጋዕ የብሉን። ብሓፈሻ ከኣ እቲ ንስኻ ንኽትከውን እትሓልፎ ጉዕዞ ህይወት፣ ትኽተሎ ኣገባብ ናብራ፣ ከባቢኻ ከምቲ ዝበልኩዎ ኣዕሩኽትኻ ምስ ኩሉ ዓይነት ህላወኣምን ተደማሚሩ'ዩ ገለ ውጽኢት ዝፈጥር። ቋንቋ ግን መሊኹዮ ክትብል ዝከኣል ኣይኮነን - ኣብቲ ናይ ነዊሕ ዘመናት ጉዕዞኡ ብዙሕ ልቦናታት፣ ጥበባት ኮታ ዝተሓላለኹ ነገራት ከዚኑ እዩ ዝኸብር። ምጽሓፍ ከኣ ካብታ ዝኣበርካያ ዓቕሚ ገለ ንኽትወስኽ ይሕግዘካ እዩ። ዝተርፈካ ከኣ ብዙሕ እዩ።

**• ቋንቋ ካብ ተላዕለ፥ "ቋንቋ ትግርኛ ፍቕሪ ኣይገልጽን እዩ፥ ደረቕዩ!" እዩ ዝበሃል። ነዚ እንታይ ምበልካዮ?**

- ብትግርኛ እንዲና ምስ ኩሉ'ቲ ፍቕሪ ዝፈጥረልካ ስምዒታት ክንሕንቅቕ፣ ክንሰራሰር ንነብር ዘለና ግዲ?! ዝዓጸቐ ክፋል ህይወትካ ብፍቕሪ ክልምልምን ህይወት ክረክበን፣ እቲ ዓይንኻ ሰም ኢሉ ብህላወ ፍቕሪ ተስተማቕሮ ደስታት፣ እናተቐንዘኻ ዝምቅረካን ዝማቐለልካን ቃንዛታት ኮታ'ቲ ንኹሉ ስምዒታት ቅኑዕ ፍቕሪ ዝገልጽ ትሕዝቶ መሊኡ'ሎ 'ምበር። ብመሰረቱ ግን ቋንቋ ሽግር ኣለዎ ኢለ ኣይሓስበን እየ። ፍቕሪ ንምግላጽ ኣብ ዝበሃል ኣርእስቲ'ውን እቲ ጸገም ብዕምቈት ነቲ ቋንቋ ናይ ምፍላጥን ዘይምፍላጥን ኣይኮነን ከም ዝርድኣኒ። ድርቅና ኣብ ኣተሓሳስባ ተጠቀምቱ እዩ ዘሎ 'መስለኒ። ኣብ ፍቕሪ ዝዘውተር ክሊሽ ዝኾነ ዘይጥዑይ ኣተሓሳስባታት ብፍላይ ኣብ መንእሰያት ነቲ ቋንቋ ደረቕ የምስሎ እዩ። ውልቀ-ሰባት ከይተረፈ፣ ዝጥቀሙሉ ኣገላልጻ፣ ኣመራርጻ ቃላት ቃንኡ ገለ ንእንታይነቶም የንጸባርቕ እዩ። ስለዚ፣ ኣብ ኣተሓሳስባና ብፍላይ ከኣ ነቲ ኣርእስቲ ዘሎ መረዳእታ እመስለኒ እቲ ጸገም።

**• ኣዕሙቕኡ እስከ ነብሶ? ብፍላይ ከኣ ምስ መንእሰያት ኣዛሚድና?**

- ንኣብነት ዝኾነቱ መንእሰያት ፈለማ ፍቕሪ ክስምዖም ክጅምር እንከሎ፥ ዝበሃሎም ኣሎ። ወይ'ውን ካብቲ ጽኑሕ ኣተሓሳስባታት ከባቢኦም ዝምከሩዎን ከም ቅቡል ዝወሰድዎን ነገራት ኣሎ። ንኣብነት እቲ ወዲ፤ "ኣል ከም ዝፈተኻያ ክትግጥመካ የብላን...! ፈጺምካ ገጽ ዝበሃል ክተርእያ የብልካን...! ኣል ደንዳኒት እያ! ብስምዒትካ እያ ትገዝኣካ" ዝብል ኣተሓሳስባ ሒዙ'ዩ ዝቐርባ። ሓድሽ ደርፌ ኣይኮነን እዚ፣ ኣረብሪቡና እዩ። ዋላ ክቡተኽ ደልዩ እንከሎ ነዚኣን ሒዙ'ዩ ዝኸቅል። ንዓኣ ድማ "ኣውዳት ኮ ከም ዝፈተኻዮም እንተ ፈሊጦም...! ሳል እንተ ዘየቢልካዮም! ብሐራይ እንተ ዘየሕረርካዮም፣ ደሓር ኣብዛ ርእስኻ እዮም ዝሰኑ፣ ይንዕቑኻ እዮም" ገሊታት እናበላ፣ ከምዚ ዓቢይ ስነ-ሓሳብ ዝተረኸበ ዳርጋ ኣብ እዝና ሕሹኽ እናበላ እየን ዝምዕዳኣ። ንምንታይ ብክልቲኦም ወገን ከምዚ ዓይነት ኣተሓሳስባ መጺኡ? ቅኑዕ ድዩ ኣይቅኑዕን? ካልእ ኣርእስቲ እዩ። ፍቕሪን ቋንቋን ከዛምዶ እንከለና ግን ነቲ ኣብ ዙርያኡ ዘሎ ኣተሓሳስባታት ምጥማት ስለ ዘድሊ እየ። እቲ ብልሳንካ ትብሎ'ኮ ነጸብራቕ ናይቲ ኣብ ውሽጥኻ ዝተዋህለለ እዩ። ብሓፈሻኡ ግን ድኹም ኣተሓሳስባታት ዝረኣየሉ እዩ። ሽዑ ፍቕሪ ከምዚ ናይ መን ሰዓረ ዓውደ ክርፋስ ገይርካ ይሕሰብ'ሞ፣ እቲ ሓደ ኣብ ኢድ እቲ ካልእ ከይወድቕ እናሓሰበ፣ ስምዒቱ እናቐተለ፣ ዘረባ ከይሞሉቕ እናተሓላለኻ ይኸውን። ግርህና ይጠፍእ፣ ንስኻ ምኳን፣ ንስምዒትካን ጻውዒት ውሽጥኻን ክትሰምዕ ክተኽብር ናይ ዘይምኽኣል ድኹም ስብእና ሒዝካ፣ እንታይ ክትብህሃል ትኽእል? ቢቃ ምሽትካ ተደፊኡ'ዩ ዘምሲ። ኣብዚ ከመይ ኢልካ ኢኻ ብድርቅና ቋንቋ ክተሳቡብ? እቲ ኣቐዲመ ዝዕጾ ዘሎ'ስ ርዱእ እዩ። ልብኻ ኣቐሚጥካ ብማዕዳ ልቢ ትቀራረብ እንተኾንካ፣ ከመይ ኣቢሉ'ኸ ክመጸልካ? ከመይ ኣቢሉ ክግለጸልካ? እቲ ቋንቋስ ናቱ ህዋሳት ኣለዉዎ እንዶ፣ ሰቕ ኢሉ መዓስ ዝንቀሳቐስ ኰይኑ። ስለዚ እቲ ድርቅና ኣብ ኣተሓሳስባ ናይቶም ሰባት እዩ ዘሎ። ቋንቋ'ኮ መግለጺ ኣተሓሳስባኻ፣ ልቦናኻ፣ ስልጣነኻ፣ ንቕሓትካ ገለ እዩ። ስለዚ፣ ቅኑዕ መረዳእታ ፍቕሪ ኣብ ዘይብሉ ባይታ ጥራይ ዘይኮነስ፣ ምቅርራብ ወድን ጓልን ብስም ፍቕሪ ብኻልእ ዕላማታት ዝድረኽ እንተኾይኑ'ውን፣ ወለል ዝበለ ምቁር መግለጺታት ፍቕሪ ክመጸልካ ኣይክእልን እዩ። ስለዚ፣ ብሓፈሻኡ ክፍወስ ዘለዎ፣ ብኹሉ ሸነኻቱ ኣተሓሳስባታትና እዩ። ንቕሓትና እዩ ክዓቢ ዘለዎ። ካብ ተሓቢእካ፣ ኣብ ሓሶት ወይ ፌክ ኲንካ ምንባር፣ ንስኻ ምኳን፣ ንስምዒትካን ክውንነትካን ክትሰምዮ ምኽኣል፣ ብኸምዚ መንጽር ኣብ ገለኡ ክፋል ሕብረተሰብና ክዕረ ዘለዎ ነገራት ዘሎ ይመስለኒ። ቋንቋ ናቱ ውጽኢት ጥራይ እዩ። እምበር ከምቲ ኣቐዲመ ዝበልኩኻ፣ ቋንቋ ነቲ ኣብ ናይ ዘመናት ጉዕዞኡ ዝዓቘሮ፣ ንኹሉ ማሕበራዊ፣ ፖለቲካዊ፣ መንፈሳዊን ካልእን ግብረታትና ዝኸውን ጣዕሚ፣ ዕምቈት፣ ሃብቲ፣ ልቦና፣ መልክዕ፣ ጥበብ … ወዘተ ፍሒርካ ክትረኽቦን ክትግልገለሉን ቅንዕናን ፍልጠትን ሒዝካ እዩ።

### ፊልምታት

**• ብመሰረት ገምጋም መማጽኡት ኮሚቴ ደረጃታት ፊልም ኤርትራ፥ ብቕዓት ፊልምታትና ከመይ ይርአ?**

- ብሓፈሻኡ፥ ብመንጽርታ ብኮሚቴ ዝወሃብ ንደረጃአን ዘርኢ ጽኑራ፥ ንኣብነት ካብተን ኣብዚ ዓመትዚ ንገምጋም ናብ ኮሚቴ ዝቐረባ ፊልምታት ዝበዝሓ ዝተሓተ ናይ ፍርቂ ጽኑራ ውጽኢት እየን ኣመዝጊበን። እዚ፡ ምስቲ ኣብ ዝሓለፈ ዓመት ምስ ኩሉ ናይ እዋኑ ረቛሒታት ዝተመዝገበ ውጽኢትን፥ ብብእዋኑ ዝተጠርየ ውህሉል ናይ ሓባር ተመኩሮ ኣዘሚድካ ክርአ እንከሎ ብቕዓት ፊልምታትና ይደክም ኣሎ ናብ ዝብል መደምደምታ እዩ ዝወስደና።

**• ምኽንያት ናይዚ ድኽመት እንታይ ክበሃል ይከኣል?**

- ኣሕጽር ኣቢልካ እዚዩ ክትብል የጸግም እዩ። ኮሚቴ ዝርእዮ ወይ ዝግምግሞ ፊልም እቲ ናይ መወዳእታ ኣብ ስክሪን ዝቐርብ እዩ። ከም ትካል ግን ኮሚቴ ጠንቂ ድኽመት ፊልምታት ዝሓስቦ ብዙሕ "ትዕዝብቲታት" ኣዋህሊሉ እዩ። ኣብ መስርሕ ምፍራይ-ፊልም ንገለ ኣመና ጸለውቲ ዝኾኑ ባእታታትውን መጽናዕቲ ኣካይዱሉ እዩ። ዝኾነ ኰይኑ ግን ፊልም ብዙሕ፥ ዘይከም መብዛሕትኡ ፍርያት ስነጥበብ፥ ሓያለ ጸለውቲ መሻርኽቲ ዘለዎ እዩ። ስለዚ ንጠንቂ ወይ ጠንቅታት ድኽመት ንምፍላጥ ንኹሉ'ቲ ኣብ ምፍራዩ ዝሕለፍ መስርሓት ብዕቱብ ክዝረበሉ እዋናዊ 'መስለኒ።

**• ንጹር ክኸውን ምእንቲ፥ ኣብ ፊልም ዘለዉ መሻርኽቲ ከመይ ዝበሉ እዮም? ጽልውኦምከ?**

- ቅድሚን ድሕርን ምፍራይ ከምኡ ድማ እቲ ፊልም ክስራሕ ከሎ ዘለዉ ነገራት እዮም። ንኣብነት ቅድሚ ምስርሑ ይኹን ኣብ መወዳእታ፥ ናብ ሚኒስትሪ ዜና ንኽምመ ይቐርብ እዩ። ናይ መወልቲ ሕቶ'ሎ። እቲ ስራሕ ካብ መወልቲ ዝጽበዮ ነገራትን እቶም መወልቲ'ውን ካብቲ ስራሕ ዝጽበይዎ ኣለዎም። ምስ ኩሉ'ቲ ኣብ ጉዕዞን ተመኩሮን ዝተራእየ ትዕዝብቶምን መረዳእታኦምን ብዘይንሕስያ ክዝረበሉ የድሊ። ጸሓፍቲ ፊልም ከም ስነ-ጥበበኛታት መጠን እቲ ኣቓዲመ ዝጠቐስኩዎ፡ ንሓደ ስነ-ጥበበኛ ክህልዎ ዝድለ መረዳእታ፥ ኑቲ



ጥበብ ይኹን ንኮብሶምን ንሕብረተሰብን፥ ህላወኦም ኩሉ ዓይነት ስነ-ጥበባዊ ህላወ ማለተይ እየ፡ ኣብቲ ስራሕን ምግምጋም የድልዮ። እዚ ባዕላቶም ክገብሩዎ ይኽእሉ ወይ'ውን ተዓዚብቲ ብዕምቈት ክፍትሽዎ ይኽእሉ እዮም፣ ምግምጋሙ ግን ኣድላዪ እዩ። እቲ ፊልም ዘለዎ ትሕዝቶ፥ ንተዓዘብቲ ክፈጥረሎም ዝኽእል ሓይሊ ግብረ-መልሲ፡ ኣድላይነቱ፡ እዋናውነቱ፡ ገለ ጥራይ ኣይኮነን፥ ብቕዓት ዳይረክተራት፥ እንተላይ ጉዳይ ተዋሳእቲ፥ ኣርት-ዳይሬክቲን፥ ሲነማቶግራፊ ብፍልጠት ምትንታኑ የድሊ። ድሕሪ ምፍራይ ዘሎ ሕቶ ኣብያተ ሲነማ፡ ናይ ምዝርጋሕን ምሻጥን ብፍላይ ኣብ ወጻኢ ሃገራት ብዙሕ ኣዛራቢ ዛዕባታት ስለዘለዎ ምርኣዩ የድሊ። ናይ ኮፒ-ራይት ሕጋጋትን ካልኦት ኣገደስቲ ነጥቢታት'ውን ኣልዒልካ ክዝረበሉን መፍትሒኡ ክናደን ምእንቲ፡ ካብ ናይ ቅድሚ ሕጂ ዝሰፍሐ ዋዕላ ፊልም ክግበር ኮሚቴ ንቤት ጽሕፈት ባህላዊ ጉዳያት ህግደፍ እማመኡ ኣቕሪቡ'ሎ።

**• ብሓፈሻኡ ንምዕባለኡ'ኸ እንታይ ክግበር ኣለዎ ክበሃል ይከኣል?**

- ነዚ ዝጠቐስኩልካ ነጥቢታት ዝምልከት ብኹሉ ሸነኻት ዕቱብ ወረቓቕቲ እንተ ቐሪቡ፥ እሞ ድማ ብቕንዕና እንተ ተዘሪቡሉ፥ እንታይ ክግበር ከም ዝከኣል መገዲ ክህበና እዩ። ከዘኻኽሮ ዝደሊ ግን ከምቲ ኣብ ዝሓለፈ ሃገራዊ ፌስቲቫል፡ ኣብ ዝተኻየደ ሰሚናር ዝበልክዎ፡ ኣብዚ እዋንዚ ፊልም ናይ ቢልዮናት ኢንዳስትሪ እዩ ኰይኑ ዘሎ። ንሓንቲ ሃገር ዝህቦ ቍጠባዊ፡ ፖለቲካዊ፡ ባህላዊ ኣገዳስነት ዕዙዝ ኰይኑ ምህላዉ ክዝንጋዕ የብሉን። ካብዚ መረዳእታዚ ዝተፈላለያ ሃገራት፥ ሃገራዊ ፊልምታተን ንምምዕባል ዝተፈላለየ ተበግሶታት ከወስዳ ይረኣያ እየን። ባህላዊን ምጣኔ-ሃብታዊን ክብረታተን ክዕቅባ፥ ዓቕሚ ሰበን ንምስልጣን ተወዳዳሪ ተክኖሎጂያዊ መሳርሒታት ንምውናን ዓቢ ባጀት ሰሊዐን ይውዳደራ እየን። ስለዚ ኣባና'ውን ኣብ ርእሲ'ቲ ዝተጠቕሰ ነጥባታት ዕቱብ መንግስታዊ ጠመተን ደገፍን ከም ዘድሊ ከዘኻኽር እደሊ።

### ሓፈሻውያን ሕቶታት

**• ካብ ልብወለዳት ትግርኛ እተደንቀን መጽሓፍቲ ገለ ጥቐስ እንተ ትብሃል?**

- "ዓቢዱ'ዶ ትብልዎ?" "ድኳን ትብርህ'ን "ትጸቢት ባህጉን" ናይ በየነ ሃይለ፥ ወዲ ሓደራ ናይ ኣለምሰገድ ተስፋይ፥ መሳኹቲ ማይምን ናይ ሚከኤል ኣዶናይ፣ ተደጉል ናይ ማሕሙድ ኢብራሂም።

**• ካብ ሓጺርዛንታ ትግርኛ እትፈትዋ ኣየንይቲ እያ?**

- "ጉራጉራ ሻርባ" ናይ ግርማይ ዮሃንስ (ሳንዲያጎ)።

**• ከመይ ዝኣመሰሉ መጽሓፍቲ ምንባብ ትፈቱ?**

- ብጥራኡ ዘይኮነስ ብጥበብ ዝተሰኸዐ ዝተፈላለየ ዕምቈት ሓሳባት ዘለዎ መጽሓፍቲ ምንባብ እፈቱ።

**• ከዐርዮ ኣለኻ ትብሎ ባህርያት እንተልዩ?**

- ግዜኻ ምሉእ ብምሉእ ናትካ ዘይምግባር። ብዙሕ ግዜ ብስክፍታ ይኹን ስንፍና ግዜኻ ንናይ ካልኦት ጥቕሚ ዝሃልኽ እንተ'ኾይኑ፥ ኣብ መወዳእታ ንስኻ ዘይብልካ ኢኻ ትተርፍ። ቀስ እናበልካ ድማ ትዓኑ። ስለዚ ግዜኻ ክትቈጻጸሮን ናትካ ክትገብሮን ምኽኣል፡ ሓደ ብቕዓት እዩ።

**• ሓጫጭን ተሊጋጺይን ኢኻ፥ እዚ ባህርያትካ ምስ ሰባት ኣየቃያይመካንዶ?**

- እንታይ ትብል ኣታ…?! ሕጂ ትቕየም ዲኻ ንስኻ?

**• ከምኡ ዘይኩነስ ካልኦት እምበር?**

- ደሓን ናይ ካልኦት ደኣ... ወዮ ተረኺቡን ክኢልናዮን ...!

**• ካብ ሕብረተሰብ እንታይ ትጽበ?**

- እቲ ሕብረተሰብ ከኣ ንወለዱቱ ኢሉ ክኑበር።

**• ካብ ተፍቅራ ጓለንስተይቲ እንታይ ትጽበ?**

- ፍቕሪ ብዛዕባ እቲ ካልኣይካ ወይ ካልኣይትኻ ከቢድ ሓላፍነት ምስካም እዩ - ምበልኩ። ግን ከኣ ንዓኻ ደስ ኢሉካ እትወስዶ ሓላፍነት እዩ። ምስካም ሓላፍነት ዘይብሉ ርክብ፡ ኣብ ውሽጡ ካልእ ዘይተቐልዐ ድፍኢት ኣለዎ ኢለ እሓስብ። ስለዝኾነ፡ ብብናትካ መገዲ ክትተሃናነጽ እዩ ዘለካ። እቲ ዝጽበዮስ፡ ኣካል ናይቲ ንሳ ትጽበዮ እዩ። ብሓባር ከኣ ንጽበዮ።

**• በዚ ኣጠማምታኻ፡ እዚ ኣብ መንገዖ መንእሰያትና ዘሎ ፍቕሪ ከመይ ይረኣየካ?**

- እቲ ዝህበካ መልሲ ካብ ውልቀ-ትዕዝብቡተይ እዩ። ፍቕሪ መንእሰያትና እንተ ኢልካ ብከባቢ ወይ ከተማታት ገለ ክትፍትሽ፡ ብዥሉ ናይ እዋኑ ጸላዊ ነገራቱ'ውን ክትርእዮ ኣለካ። ገለ ሽንኹ ከኣ ሞያዊ ኣጠማምታ ዘድልዮ 'መስለኒ። ብዝኾነ ግን ብመንጽር ናይቲ "ከቢድ ሓላፍነት ምስካም እዩ..." ዝበልኩዎ ነቲ ዘሰክፈኒ ሓደ-ሓደ ተርእዮታት ክጠቕስ እኽእል እየ። ኣብዚ ከተማ ሕጂ ብዙሓት ኣወዳት ብናይ "ፍቕሪ!" ልቓንሳ ዝሳገዱ ትርኢ ኢኻ። ንግዲ ክብለካ እንከለኹ ግን ላግጺ። ንዕድላተን፡ ንንእስነተን ንመልክዐን ንኹሉ እንታይነተን። ንኣሸቱ ኣዋልድ ኣብቲ ህይወተን ዝርእያሉ "ክሪቲካል" ዕድመ ክበጽሓ እንከለዋ፡ ትቕብል ኣቢልካ ከም ዝምሰጣ ገይርካ፡ ዝለምድኦ ነገራት፡ ዝዘናግዓሉ ቦታታት ዝበልዕኦን ዝሰትይኦን ኣብርኺ ኣቢልካ ክትምለኽም ደሓር ድላይካ ክትገብር ይርአ እዩ። ኣብ ክንዲ ሓላፍነት ወሲድካ ዝደልዮኦ ንክረኽባ ትሕግዘን፡ ርሑቕ ክሓስባን ብገዛእ ርእሱ ዝቘመ መንነት ክሃንጻ ትድግፈን፡ ኣብ ክንዲ ብፍቕሪ ንውሽጠን ኣለምሊምካ ኣብ ምህናጽ ጥዑይ ወለዶ እጃም ዝህልወካ ናብ ገለ ዓይነት ትቕይረን፡ ትቘጽየን ተሕርረን እቲ ዝርአ ብዙሕ እዩ ቢቃ። ህይወት ንሱ ጥራይ ምኳኑ ከም ዝመስለን ገይርካ ሃኒይኒይ ክብላ፡ ካብኡ ኣዕዊርካን ደንበርበር ኣቢልካን ኣብ ጸልማት ምሕዳግ ልሙድ ዝኾውን ዘሎ ኩይኑ 'ስምዓኒ። ኩሉ ከኣ "ኣፍቃሪተይ" እናበልካ እዩ። ግን ናይዚ ከተማ እየ ዝሃገረካ ዘለኹ፡ ናይዘን ዳሕርዎት ዓመታት ትዕዝብቡተይ ከኣ። ገለ ገሊኡ ፍርያት ስነጥበብና ከኣ ኣይሕግዘን። ብፍላይ ገሊኡ ደርፍታት፡ ገሊኡ ፊልምታት ነቲ ልክዕ መረዳእታ ፍቕሪ ዝስሓቶ ዘሎ ኩይኑ 'ስምዓኒ። ከምኡ እንተኾይኑ ድማ ዕንወት እዩ። ብወገን ደቂኣንስትዮ ዝዘውተርዎ'ውን ኣሎ። ኣብ ደቂተባዕትዮ ዘተኮርኩ እቲ ሕብረተሰብ ንደቂተባዕትዮ ብተዛማዲ "ሊቸንሳ" ስለ ዝህቦም እየ።

**• ኣብ መጽሓፍካ "ዕርክነት ማለት" ብዓይነቱ ዝርኣየኒ ኣብርኩቶኡ ብልቢ ኣመስግኖ... ኢልካ ኣለኻ ንሄናክ። ብኸመይ ኢኻ ትገልጾ - ነቲ ዕርክነት ማለት?**

- ንሓደ ሰብ "ዓርከይ እዩ" እንተ ኢልካ ክትርድኦ ትኽእል እኹል መግለጺ 'መስለኒ። ከም ርድኢተይ፡ ኣብ ህይወትካ ሓንሳእ ቅልቅል ናይ ዝበሉ ሰባት ግብሪ - ጽቡቕ ይኹን ሕማቕ - ክትነግር ቀሊል'ዩ። ሓንሳእ ኣብ ህይወትካ ዝተኣታተኻ ወይ ኣብ ህይወትካ ዝተለለየ ንስኻውን ኣብ ህይወቱ ከምኡ ዝተለለኻ፡ ኣብ ገለ ተረኺቦ ወይ ኢጋጣሚ፡ ሓደ ነቲ ሓደ ዝገብረሉ ኣካል ናይቲ ዘየቋርጽ ናይ ምምቓል (ወይ ሼር ምግባር) ግብሪ እዩ። ስለዚ፡ ናይ ሄናክ ተስፋብሩኽ ይኹን ናይ ኵሎም ናይ ሓቂ ኣዕሩኽተይ ግብሪ፡ እንታይን ክንደይን ኢለ እየሞ ክነግር? ክትዘርዝር እኮ ትኽእል ኢኻ፡ ዘርዚርካ እንተ ተወዲኡ'ዩ ከማን። ብዓቢኡ እቲ ስራሕ፡ መጽሓፈይ ማለተይ እየ፡ ብዘይቀልዓለም ውጽኢት ናይቲ ኣብ ጉኒይ ምህላዎም እዩ። ይሕመቕ ይጸብቐ ብዘየገድስ መርኣያ ናይቲ ብሓባር ዝሃነጽናዮ ኣቕዋም ኣተሓሳስባታትና እዩ። ኵሎም ኣዕሩኽተይ፡ ኣዕሩኽተይ ስለዝኾኑ እዩ እቲ ስራሕ ብኸምቲ ዝረኣኻዮ ወይ ዘንበብካዮ ክወጽእ ክኢሉ። ብሓፈሻኡ ግን፡ ንመንፈስ ዕርክነት ዘንጸባርቕ መግለጺ፡ ምልክዕ ኢሉ ወይ ምልእ ኢሉ ዝርከብ ስለ ዘይመስለኒ ምቹእነት ኣይስምዓንንዩ። ምቹእ ከኣ ኣይኩነን 'መስለኒ። ቢቃ! ዓርከይ እዩ፡ ኣዕሩኽተይ እዮም እንተ'ይለ፡ ትርጉም ዕርክነት ዝስምዖ ኩሉ ዝርድኦ 'መስለኒ።

**• ብሓፈሻ ዕርክነት'ሞ ከመይ ኢኻ ትርድኦ?**

- ዕርክነት ሓደ ባህሊ እዩ ንዓይ። ተመሳሳሊ ዕድመ፡ ኣተሓሳስባ፡ ኣረዳድኣ ወይ ኣጠማምታ ኣብ ጉዳያት ዘለዎም ሰባት ዝፈጥሩዎ ናይ ዝምድና ባህሊ ኩይኑ'ዩ ዝርድኣኒ። ዝምድና ክትፈጥር ሽዑ ድማ ክትማቐል እንከለኻ፡ ኣብ ውልቀ-ውሳነን ህይወትን ብጻይካ ክትኣቱ እንከሎኻ ግን ክምጠን ዘለዎ ዓቕን ኣሎ። ኣብዚ ከኣ 'መስለኒ ጥዕና ናይቲ ዕርክነት። በብቲ ናትካ ሰብነት ክትከባበር ኣለካ። ክትሕሉዎ ዘለካ ደረትታት ኣሎ። ዓርክኻ ማለት ከምዚ ዳብል-ፈይስ ናትካ ማለት ኣይኩነን። ኣብ ርእሲ ብሓባር፡ ዝርኣየካ፡ ዝስምዓካ፡ ዘሕምመካ፡ ዘተስፈወካ ካልእ ካልእ ስምዒታት ዝህበካ ናይ ሓባር ነገር፡ ብብውልቂ ከኣ ናቱ ኣለዎ፡ ንስኻ ድማ ናትካ ኣለካ። ኣጽዕቕ ኣቢልካ፡ ናትካ ነገራት ሂብካ ካልእ ሰብ ክትገብሮ ግህሰት እምበር ዕርክነት ኣይኩነን። ክትምልእ፡ ክትእርም ኩተመሓይሽ ገለ እንከለኻ ነቲ መሰረታዊ ኣጠማምታ ናይቲ ካልእ ከይፈሓቕካ እዩ ክኸውን ዘለዎ። ምሽ ኣለካ ነቲ ውልቀ-ኣጠማምታ ተኽቢሮ ወይ ቡቲ ካልእ ዓይኒ ክትጥምት ትፍትን፡ ትጸዋወሮ'ዩ ብኻልእ ኣበሃህላ። ስለዚ ኣነ ይኹን ኣዕሩኽተይ ዝሃነጽናዮ ባህሊ ዕርክነት ካብዚ መትከላትዚ ዝኾቕል እዩ። ኣብ መጽሓፈይ ህላወ ኣዕሩኽተይ ከኣ መርኣይኡ እዩ።

**• ኣብ መወዳእታ ኣመስግነ እንተ ትብሃል ንመን ኢኻ ተመስግን?**

- ብቐዳምነት፡ ነቶም ኣነ ንክኸውን፡ ኣብ ርእስቲ ናይ ወለዲ ተራኦም ከይተፈለጦም'ውን ጸላዊ ነገራት ዘቐመጡለይ ወለደይ ደረት ዘይብሉ ምስጋና ከቕርበሎም እፈቱ። ብድሕሪኡ ድማ ኣሕዋተይ ንስለቲ ዘየቋርጽ ደገፎምን ምትብባዖምን፡ ከምኡ'ውን ነቶም ካብ እዋን ንእስነተይ ኣትሒዞም ዝከታተሉኒ ደቂ-ገዛውተይን መተዓብይተይን፡ ነቶም ካብ ዕርክነት ክኸስብን ዕርክነት ዝፈጥረልካ ዕግበትን ውሕስነትን ዝፈጠሩለይ ኵሎም ናይ ልቢን ሓቂን ኣዕሩኽተይ ብልቢ ኣመስግኖም።

ከም ዝተመኩሮኩዎ፡ መስርሕ ሕትመትን ምዝርጋሕን ገና ኣብ እንግድዓ ጸሓፊኡ ዘሎ ከቢድ ጾር እዩ። ነዚ ተገንዚቦም ነዚ ሰኸም ዘቃለሉለይ ሓወይ ኑር ኣሕመዲን፡ ዓርከይ ኪዳን ፍስሃየ ንስለቲ መሰረታዊ ደገፎም ከመስግኖም እደሊ። ኣካያዲ ስራሕ ቤት ማሕተም ናለት መንእሰይ ዘርኣይ ጉብረኣብ፡ ንስለቲ ልባዊ ደገፉ ብልቢ እናመስገንኩ፡ በዚ ኣብ ጽሑፍ ኣሕዲሩዎ ዘሎ ግዳሰ፡ ትካሉ ኣብ ዕብየት ስነ-ጽሑፍ ሃገርና ወሳኒ ተራ ዘለዎ ኣሕታሚ ክኸውን እምነት እምኦለሉ።

# ኣኺዑዩ

# መዋስብትን ‘ማችን

*ብመሓሪ ዑቕባሚካኤል (ጠዊል)*

ምስ ለዓተይ ዝሳኑ ዘመን ኣምጺኡ ስውያ እንተረኺበ ምሕንጣጥ ኣይገድፍን። ብፍላይ ምስ መናእሰይ ዝኾዱ ማይ ዘይጠዓሙ ዕላላት ከም ረኺብኩ። ነገር ዕሽነት ድኣ ከይመስል’ምበር ገለ ኣፍ ዘጠቑ ከምዚ ከማኹም ድሑራት ልምድታት’ዮም እናበለ ዘንኽዮም ወዳምጽ (ነገረ-ባህሊ) ኣይመዓልቲ ኣይሳልሱቲ ቃና ቀይሮም ክመጹ እንከለዉ ኣደጊልቦ ትኸውን። ነገር ‘መዋስቡቲ ኢና ወይ ኣይኮናን’ ኣብ ውሽጡ ከምዚ ዝብል ቁምነገር ረኺበሉ’የ። እዞም ከምዚኦም ዝኣመሰሉ ነገራት ዝያዳ’ቶም ዝኾኑ ኣካል ናይ ዝኾኑ ሕብረተሰብ ዝርድኦም ዕላል ገበላ’ዮም። ምስ ሃብቲ፡ ዝና፡ ደረጃ ኣብ ሕብረተሰብ.. ዝተሓሓዙ መዘንያ መውስቦ ርዱኣት’ዮም። ገሊኦም ግና ዕሙቕ ዝበሉን ሓንደውያ (ቅቡላት) ዝመስሉን’ዮም።



ገሊኡ ነገር መውስቦ ምስ ሞያ ሕክምና ዝተሓሓዝ’ዩ። ንኣብነት ገለ ካብቶም ኣብ ነገር መዋስቡቲ ዝለዓሉ ሕቶታት ጥዕና ናይቶም ንሓድሕድካ እትዋሰብ ዘለኻ ሰባት ምጥያቕ’ዩ። ንወዮ ተጻመድቲን ቤተ-ሰቦምን ድማ የጠቓልል። ንኣብነት ካብዞም ስድራ ናይዞም ዝደላለዩ ዘለው መንእሰያት ብተወርሶ ይኹን ዘይፍለጥ ምኽንያት ጥዑይ ናይ ዘይምውላድ ነገር እንተድኣ ሃልዩዎም፡ ስድራቤታት ኑቲ መውስቦ ፋሕ የብልዎ። ብፍላይ እቶም ካብዚ ዝተባህለ ዘዩድሊ ዝመስል ነገር ናጻ ዝኾኑ ስድራ፡ ካብ ወዶም ወይ ጓሎም ጥዑይ ውላድ ክርእዩ ስለዝደልዩ፡ ንወዮም ስድራ ካልእ ምኽንያት ኣምጺኦም ነገር መውስቦ ከም ዝተርፍ ይገብሩ። እዞም ስድራ ንሳቶም ይኹኑ ደቆም ኣኣብ ዝኸድዎ ዘውድኞ ሕማም፡ ብግዳም ዝረአ ኣበር፡ ወሊድካ ናይ ዘይምዕባይ እሽኳት……። እዚ መምዘኒታት ከብ ውልቂ ስድራ ክሻብ ዓዲታት ዝዝርጋሕ ክኸውን ይኽእል።

ምስ ለመጽ (ደምነት) ዝተሓሓዝ መምዘንያ መውስቦ ‘ውን ኣሎ። ምስ ሕሉፍ ሕብረተሰብ ገና ዘይሓለፈ ነገር ደምነት ትፈልጥዎ ትኾኑ። ኣብ ከምኡ ድኣ ኣይንብጸሕ’ምበር፡ ሓደ ሰብ እንተስ መዓልቲ ኢጋግይዎ ወይ ሰይጣን ተዓዊትሉ፡ ንኻልእ ሰብ ይጎድእ። ደም ናይቲ ዝተጎድአ ወገን ድማ ኣብ ቀረባ ኣሕዋትን ኣዝማድን ቀታሊ ይስተ። ደላዩ ኮምካ ሓውቲ ቀታሊ እንተወሲድካ ካብቲ ደም ‘ውን ትወስድ ምህላውካ’ዩ ዝሕሰብ። ከምዚ ዝኣመሰለ ግዕዘይ ካብ ዘለዎም ስድራ ክትምርያ ድማ ዝፈቅድ የልቦን። ወላ ፍትው ውዒልካ ፍትው እንተሓደርካ! ከምኡ ዝኣመሰለ ነገር ዘለዎም ግና ክናደዩ ይኽእሉ። ኣብ ዛይደ-ኮሎም

ጓሊያ እከለ እዛ ዓይኒ ኩሕሊ

ሰሪ ደምነታ ንእስኑት ተብሊ

ተባሂሉ ዝተደርፈ ነዚ ዘረባ ዘንዕትር ያታዊ ደርፊ’ዩ። እዚ ጉዳይ ሰላም ዘለዋ ስድራ ንምምስራት ካብ ዝብል ድላይ ዝተላዕለ’ዩ።

‘ማዮም ከመይ’ዩ’ ዝብል ዕቀና መውስቦ ‘ውን ኣይሰኣንን። ነገሩ ምሕፋስን ምቕጣንን ማይ ዘምጽኦ ኣይኮነን። ምውሻም ዘይበትከሎም ሰብኡት ገለ ዓድታት ኣለው። ኣረ ገሊኦምስ ዓይኖም ከይሓሰዩ፡ ‘ጸኒሑና’ እናበሉ ኣብ ቤቶም ዘለው ደቆም ብዝግባእ ዘየዕበዩ፡ ከም ከያሹ ኣቦይ ሓደራ ፈቓድኡ እናንጠቡ ዝኾዱ መሊኦም’ዮም። ጓሎም ደልዩ ንዝመጸ፡ በዚ ልዕል ኢሉ ዘልክዎ ተሓማገዩ ከይከውን እንዳጓል ኣጸቢቖም የጥልሉ። ኣሕዋቱ፡ ሓወቦታቱ…… ከመይ ዘለ ዛንታ ኣለዎም ኣዳቒቖም የጽንዑ። እዚ ንጓልካ ርግኣት ዘለዎ ሓዳር ክህልዋ ዝሕግዝ’ዩ። ቅድሚ መርዓኣን ጠንቀምቀም ዘይገድፋ ኣዋልድ ገለ ዓድታት ወይ ከባቢታት ‘ውን ኣለዋ ይብሃል። ገለ ብዛዕባ ኣውዳቶም ሕንደዋ ዘይብሎም ወገናት ድማ ይኹና ኣይኹና፡ ካብዘን ከምዚ ዘለ ወረ ዘለወን ኣውላድ ናብ ቅርዓቶም ከእትው ኣይደልዩን። ብሰንኪ ንቑጽ…. ዝብል’ኹም ከምዚ’ዩ። ናብዞም ከምዚ ዘለ ማይ ኣለዎም ዝብሃሉ ወገናት ንመራሕቲ ሃይማኖት ደቂ ከመርዑ ዝደለየ ወገን ናይ ሓደ ሕብረተሰብ ናብኡ ገጹ ተወር ኣይብልን። ካብኡ ተረፈ ግና ክልተ ግዜ ከም እትኾሉል ይገብሩ። ኣቤት እዚ መልሓሰይ ክኸፍእ።

ኣብ ነገረ መውስቦ እዚን እትን ኢለ ክውደኦም ዘይክእል ያሒት መምዘኒታት ነይሮምን ኣለውን። ብድምሩ ክርእዮም እንከለኹ ኣብ ‘ነገር መዋስቡቲ’ ብዙሓት ጽቡቓት መሲሎም ዝተራእዩኒ መምዘኒታት ኣለው። ካብኡ ዝተላዕለ ‘ውን ከይከውን እዚ ደቂ ሎሚ ‘ማች’ እናበልኩም ትዛረብሉ ዘለኹም ቃና ንዓኡ መሲሉ ዝተራእየኒ።

ኣብ ነገረ ‘ማች’ መዛረቢ ዝኾነኒ ኣፍልጦ’ዩ እንተሃለወኒ። ከምቶም መዓንጣኡ እተውጽእዎ ሰባት ኣይፈልጦን’የ። ግዳ ብኣኪጋድና ከም ዝጀምር ፈሊጠ ኣለኹ። ሳእኒ ምስ

ስረ፡ ካምቻ ምስ ስረ፡ ሰዓት ምስ ጃኬት ወይ ካልእ ክዳን፡ ሕብሪ ጸጉሪ ምስ ክዳን፡ ዝእሰሩ ስልማታት ምስ ሕብሪ ሰብነትን ክዳውንቲን፡ ሕብሪ ክዳውንቲ ምስ መኪና(ሰብ ብሽክሊታ እንታይ ይሓስቡ ኣይፈልጥን)፡ መልክዕ ከናፍር ምስ ሕብሪ ሰብነት(ምስ በዓል ቤታ ወይ ዓርካ ዝደልዮ ሕብሪ ማች ዝገብራኦ ከም ዘለዋ 'ውን ሰሚዐ ኣለኹ)፡ ቁልፊ ምስ ሕብሪ ክዳውንቲን ቅርጺን……። ነዚ ጽሑፍ እተንበ ዘለኹም ሰባት፡ እዚን ከምዚን ረሲዕካ ትብሉ ምህላውኩም ኑበሰይ ይነግረኒ'ሎ። ክንደይ ግዜ ኑበሰይ ዘይነገረኒ።

ንመውሰቦን ማችን ከሳንዮም ምስ ሓሰብኩ 'ውን ብዙሓት ሓሳባት ረኺበኩልኩም። 'ዝይተመርዓኻ እንተኾንካ፡ ሓንቲ ምሳኻ ማች እትገብር ወይ ምሳኺ ማች ዝገብር' እናተባህሉ ዝለዓሉ ሓሳባት ኣካ በዝሑ። ኣብዚ ኣርእስቲ ክልተ ፈንጠዝያ ዝመስሉ ሓሳብት ኣለው። እቲ ሓደ ምሳኻ ማች እትገብር ዝብል ሓሳብ ንነገረ መውስቦ ዝመሳሰል'ዩ። ከምዚ ዝብል፡ 'ደረጃ መነባብሮኣ ምሳኻ ማች ዝገብር፡ ኣካይዳ ስድርኣ ምስ ናትካን ናይ ስድራኻን ማች ዝገብር፡ ሓሳባታን መደባታን ምስ ናትካ ማች ዝገብር…….።' እቲ ማች ዝገብር እናበለ ዝቕጽል ባዕልኹም መልእዎ። እቲ ዘልክዎን ባዕልኹም እትምልእዎን ብሓደ ደሚርካ ምስ ረኣኻዮ ግና 'ሓለፍና ክብላስ እንዳ ድቁስ ይዓጥና' ዝብል'ዩ። መጻምድቲ ኣብ እትደልየሉ እዋን ክንድ'ዚኦም ዝኾኑ ከፈር ዘይኣኽሎም ሕቶታት ምልዓል ካብ ሃለወ ድኣ'ሞ ጾናይ ነገር መውስቦ'ዩ ሰብ ዝጸልእ።

እቲ ሓደ ፈንጠዝያ ማች ግና ንዓይ 'ውን ከየስሓቐኒ ኣይተረፈን። ምሳኺ ማች ዝገብር ክብሃል እንከሎ ነዞም ትሕት ኢለ ዝጽሕፎም እምሻኺት(ደቀቕቲ ዝመስሉ) ሓሳባት ዝጥቕልል'ዩ። ሕብርኺ ምስ ሕብሩ፡ ቁመቱ ምስ ቁመትኪ፡ ጉብዝናኡ ምስ ጉልበትኪ፡ ሓሻሽነቱ ምስ ጁባኺ፡ ተኻራይነቱ ምስ ገዛኺ፡ ናይ 'ዎክ' ድላዩ ምስ ናትኪ፡ ኣኩዳድናኡ ምስ ሓጸቢትኪ፡ ኣተሓሕዛ ጸጉሩ ምስ መተርኣስኪ….. ዝብሉ ንኸምዚ ከማይ ቀልጢፎም ዘይርድእዎ መንእሰያት ዝፈልጥዎም እግረ-ተኸል ያታታት እዮም። ገለ ኣብ ከባቢ ዕስራታት ዝርከቡ መንእሰያት ብዛዕባ'ዚ ከዕልሉኒ እንከለው፡ ተጋሕጭመ'የ ስሒቐ። 'ጊያጽ' ትብል ነበረት ኣደይ።

ከም ድፍረት ድኣ ከይትሓስብዎ'ምበር ገሊኦም መምዘኒታት 'ማች' ክሳብ ንሰብ ክዳኑ ኣውጺእካ ክትፍትሾ ዝግድዱ ይመስሉ። ኣብዚኢታ ከምዚ ዝበለት፡ ካብዚኢቱ ንላዕሊ ከምዚ ዝኾነ እናተባህሉ ዝዝርዘሩ ነጥብታት 'ማች' ኣዲኦም ትቐጽሮም።



# ተዛረብ ከዓ መጸኒ !

# ኣብ ዘይሓዳረን ሰሙን ይገብራ......!

ኣብ ተዛረብቲ ቋንቋ ትግርይና ዝውቱር ዝኾነ ኣበሃህላ'ዩ። ንሓደ ናቱ ዕዮን ምያን እንከለዎ፡ ኣብ ዘይናቱ ግዜኡን ጉልበቱን ንዘባኽነ ሰብ እዚ ልዕል ኢለ ዘልክዎ ቈጽላይ ዘረባ ሰው ተብለሉ። ዕላማ እዚ ቈጽላይ ዘረባ ሰብ ግቡኡ ክፈልጥን ኣብኡ እንተነጠፈ ከምዘዋጽኦን ንምልባም'ዩ። ሎሚ ግና እዚ ዘረባ ተወሳኺ ትርጉም ረኺቡ'ሎ። ኣብ ዘይሓዳረን ወይ ዘይሓዳሮም ሰሙን ንዝገብሩ ሰባት ድማ ብጥረኡ ይብሃለሎም ኣሎ። እቲ ነገር ሰብ ድዩ ኣምጺእዎ ወይ ግዜ ከይተኻታዕኩ ኣብቲ ዝኾነ ነገር ክዛረብ።

ሓንቲ ጓል ንሳን ስድርኣን ብዝፈልጥዎ ምኽንያት ካብ ሓደ እትፈትዎ ወዲ-ተብዓታይ ተፈልያ ናብ ካልእ ሰብ ትምርያ። ሕጽኖት ካብ ዝወድኣትሉ እዋን ኣትሒዛ ድማ ምስቲ ናይ ቀደም ዓርካ(ኣቤት እዚ ድፍረተይ) ክትረአ ትጅምር። ሰባት እንተስ ብናይ ቀሰይ ኢልካ ምፍልላይ ደረጃ ርእየሞ፡ ወይ ልቢ ኣዕቢዮም ክገድፍዎ'ዮም ዝብል መረዳእታ ሒዞም ብልቦና ይዕዘብዎም። እቲ ዝተመርዓዋ ሰብ 'ውን ንወዮ ፍታሕ ንግዜ ይገድፈሉ። ብፍላይ መሓዛይ ዶ ከምዚኢተይ ዶ ዝብሃሉ ምኽንያታት ንኸምዚ ተርእዮ ኣነቓቓሕቲ ምኻኖም ከም ሽፋን የገልግሉ። መርዓዊ ምስ ክውንነት መርዓቱን ነዚ ድሒሩ ዝኸሰት ነገራትን ኣብ ግምት ኣእትዩ ውሳነኡ ይወስድ። እዚ ከምዚ ዝበለ ጉዳይ ነዞም ልዕል ኢለ ብኣብነት ዘቕረብክዎም ሰባት ዘይሓዳሮም ይመስል። እቲ ዝፈትዋ ዝሰኣነ ወዲ-ተብዓታይ ድሕሪ መርዓ ዝብል ዓቢ ማሕበራዊ ኩነት ናብ ወያ ናይ ቀደም ዓርኩ ዘምልስ እንታይ ይህልዎ? ፍቕሪ ትብሉ ኣይትሰኣኑን። ግዳ እቲ ንፍቕሪ ዝመስል ነገር፡ ንወያ ናብ ካልእ ሰብ ዝተመርዓወት ፈታዊቱ ኣብ ሓድሽ ሓዳራ ንኸትቅጽል እንተሓገዛ'ዩ ፍቕሪ ዝመስል። ንሳ 'ውን ንብዙሓት ማሕበራውያን ክብርታት ካብ ውልቃዊ ስምዒታታ እንተርሓቐት'ዩ ሓዳራ፡ ሓዳር ዝኸውን። እቲ ዝምርያ 'ግረዘማይ' ከምዚ ከማይ 'ውን ኣቐዲሙ ንኸምዚኦም ዝኣመሰሉ ሕማም ደሓር ዝኾኑ ኣጋዕዝ ክሓሕዮም ምተገብአ።

ኣብ ዘይሓዳሮም ሰሙን ዝገብሩ መንእሰያት 'ውን መሊኦም ኣለው። ብሕግን ስርዓትን ንዝተመርዓውወን ኣብ ቤቶም ኮፍ ኣቢሎም ምስ ናይ ቅድም ዝፈልጥወንን ድሒሮም ዝላለይወንን ሸናዕ ዝብሉ ኣጉለማዳ ኣካ ረኣኹን ሰማዕኩን። ዘረባኦም ካብ ካልእ ዝገደደ ምኻኑ ግና 'ክፉእስ ኣብ ክንዲ ዝስተር ይግተር' ዝብል ምስላ የውስዶም። 'ንብዓልቲ ቤተይ ድሌታታ ኣየጉድለላ'ምበር' ዝብል ኣጓጉል። እዞም ድላዮም ክገብሩ ከም ዝኽእሉ ኣሚኖም ከም ኣድጊ ጽድያ ፊዕ ዝብሉ ሰባት፡ ንሰብ ሓዳሮም ካብ ምቅያሕ ሓሊፎም ክሳብ ካብ ካልኦት ናይ ምውላድ ደፋር ስጉምቲ ይወስዱ። ኣረ ናይ ገሊኦምስ ቀይቶ(ነቢዕካ ዘይትጸግበሉ) እዩ። ኣብ ገዛኦም ካብ ሰብ ዝልብጦ፡ ዝጽብቓ…. ኮታ ካብ እኽልቲ ሰበይቲ ምንም ዘይተጉድለለን እናሃለዋ፡ ጸይቂ ይሕሸኒ ኢሎም የጉሳዕስዑ። ኣረ! ኢልካ ድማ ክትሓልፍ ኣይትደልን። ከመዮ ናተይ ተዛረብ ከኣ መጸኒ ኢልካ……..።



# ሓንቲ ሕቶ ኣላትኒ

## ምትእትታው ስድራ ኣብ ሓዳር

### ሳይንስን ተክኖሎጅን

ሕቶ፦ **ኣብ ሳይንስን ቴክኖሎጂን ኣገዳሲ እዩ ዝግደስ። እንተኾነ ኣብዚ ዓውዲ ክህልወኒ ዝኽእል ዕድላትን ናይ ተወዳዳርነት ብልጫታትን ንሓዋሩ ብቐሊሉ ክርዳኣኒ ኣይከኣለንምን ብዝዕባዚ ገለ እንተትብሉኒ።**

ሓበን ሰ. ካብ ኢንስቲትዩት ተክኖሎጂ ኤርትራ

መልሲ፦ ኣብዚ ዘለናዮ ብናይ ደረፍቲ፡ ተዋሳእቲን ስፖርተኛታትን ዘብለጭልጭ ህይወት ዝተጸልወ ጊዜ፡ ንመንእሰያት ኣብ ሳይንስን ቴክኖሎጂን ክተኮሩ ምቕሳብ ከቢድ ክኸውን ይኽእል። እንተኾነ ሳይንስ ከም ስራሕን ዓውደ ንጥፈትን ተሃራፊ ዝኾነርዎ ነጥብታት ብዙሓት እዮም። ገለ ካብ ሳይንስ ብዓለም ደረጃ ዘለዎ ብልጫታት ንምጥቃስ፦

- ኣብ ሳይንስ ዝሓሸ እትዋት ይርከቡ።

- ቴክኖሎጂ ዝበዝሐ ኣማራጺታትን ዕድላትን ዝሁብ ዓውዲ ብምዃኑ፡ ምስ ዓቕምኻን ድሌታትካን ዝሳነ ኣዕጋቢ ስራሕ ክንረክብ ዘለና ዕድል ዓቢ እዩ።

- ሳይንስ ዘላቒ ናይ ስራሕ ዕድል ናይ ምዃን ተኽእሎኡ፡ ምስ ኣትሌቲክስ ይኹን ኣርቲስት ክወዳደር ከሎ ኣገዳሲ ዝሓሸ እዩ።

- ኣብ ሕብረተሰብና ይኹን ኣብ ዓለም ብመንገዲ ሳይንስ ክፍጸም ንኽእል ለውጢ ቀጻልነት ዘለዎን ዓቢን ክኸውን ይኽእል። ንኣብነት ሓንቲ ናይ ሳይንስ ወይ ቴክኖሎጂ ምህዞ ክህልዋ ዝኽእል ጽልዋ ካብ ሓንቲ ፍራያት ስሩዋብ ዝዛየደ ክኸውን ዘለዎ ተኽእሎ ዓቢ እዩ።

- ካብ ዝኾነ ካልኦት ዓውድታት፡ ንደቀንስትዮ ኣብ ሳይንስን ቴክኖሎጂን ዝዓበየ ዕድል ናይ ስራሕን ዓውትን ኣለወን። ኣብዚ ዓውዲ ተወዳደርቲ ናይ ምዃን ዕድለን ምስ ናይ ካልኦት ዓውድታት ምስ ዝወዳደር ዝሓሸ ኮይኑ ንረኽቦ። ደቀንስትዮ ኣብ ሳይንስን ቴክኖሎጂን ክኣብ ሕጂ ዝገበርዎ ኣበርክቶ ምስንርኢ፡ ሓቅነት እዚ ሞጎት በሪሁ ንረኽቦ።

- ብቴክኒክ ዝሰልጠኑ ሰባት ክህልዎም ዝኽእል ናይ ስራሕ ዕድል ብኽልተ ምኽንያትታት ዝሓሸ እዩ። እቲ ቀዳማይ ኣብ ምዕባለ ቁጠባ ዓለም ብፍላይ ከኣ ኣብ ጠለብ ቅልጡፍ መራኸቢታት እናዓበየ ዝመጽእ ዘሎ ጠለብ ቴክኒሻናት እዩ። እቲ ካልኣይ ከኣ ኣብዚ ብቕልጡፍ እናዓበየ ዝመጽእ ዘሎ ቁጽሪ ህዝቢ ዓለም፡ ብዛይ ቴክኒካዊ ሓገዝ ኣብ ኩሉ መዳያት ህይወት፡ ክንነብር ዘይንኽእል ምዃንና እዩ። ኣብ መዳይ ውሕስነት መግቢ፡ ጽዓት፡ ህንጻታትን ካልኦትን ጠለብ ደቅሰብት ክማላእ ዝኽእል፡ ንዘለና ጸጋታት ብውሕሉል ኣጠቓቕማ ንዝበዝሐ ክፋል ሕብረተሰብ ክባጽሕ ምስዝኽእል ጥራይ እዩ። ኣብዚ ናይ ቴክኒክ ሞያ ዝህልዎም ኣበርክቶ ዓቢ እዩ።

ስለዚ ዝኸበርካ ሓታቲ፡ ኣብ ዓውደ ትምህርትን ሳይንስን ተክኖሎጅን ምጋድስን ብኢኡ ምዕዋትን ክህልዎ ዝኽእል ብልጫታትን ረብሓታትን ክንሕብረካ ፈቲንና ኣሎና። ነፍሲወከፍ ሞያዊ ዓውደ-ትምህርቲ ነናቱ ብልጫታት ከም ዘለዎ ኸኣ ክትዝንግዕ ኣይግባእን።

### ምትእትታው ስድራ ኣብ ሓዳር

ሕቶ፦ **ካብ ንምርዖ ክልተ ዓመታት ጌርና ኣለና። ክሳዕ ቀዳመይቲ ዓመት ናይ መርዓና ጸቡቕ ምርድዳእን ሕውነትን ዝዓሰሎ ፍቕሪ ኣስተማቒርና። ኣብዚ እዋንዚ ግን፡ ሓዳርና ናብ ዓውደ-ዘናት ዝተቐየረ ይመስል። ስድራይ ኣብ በዓልቲ ቤተይ ዝበርም ኣረኣእያ ምሉእ ብምሉእ ተለዊጡ። ‘ከም መርዓትካ እኳ የለን። ከም ኸማ ሚዛን እንድያ’ ይብሉኒ ከም ዘይነበሩ፡ ሕጂ ኸኣ “ጉዕና ሆቴል ቀይራቶ! እቲ ግንጨርጨራ ከይኣኽልና፡ ኣብ ቅድሜና ኸኣ ንዓኻ ጉዲፉ ምስ ካልእ...” እናበሉ ድቃስ ይኸልኡኒ ኣለዉ። ዋላኳ በዓልቲ ቤተይ ነቲ ሕማቕ ነገር ትውዕሎ’ያ ኢለ እንተዘይኣመንኩ፡ ጠባያ ግን ተቐይሩኒ ኣሎ። ብኸሉ ነገራታ ስድራይ ንምጽዓም ዝተዓጥቀትያ ትመስል። ስለዚስ ኣብ ሞንጎ ስድራን ኪዳንን ተቐርቂረ ኣለኹም በጃኹም ሓግዙኒ።**

ሊሳይ ካብ ዞባ ሰ/ቀ/ባሕሪ

- ቢታ ኣብ መውዳእታ ዝጠቐስካያ ክንጀምር። ‘ኣብ ሞንጎ ስድራይን ኪዳነይን ተቐርቂረ ኣለኹ’ እንዲኻ ኢልካ፡ ግና ብዙሕ ዘቐርቅር የብልካን። ኣብ ሞንጎ ሓቅን ሓሶትን፡ ኣብ ሞንጎ እምነትን ክሕደትን ደኣ ክትቅርቀር ትኽእል እምበር፡ ኣብ ሞንጎ ሰበይትኻን ስድራኻን ዘቐርቅር ነገር ብፍጹም የብልካን። እቲ ምንታይ ኪዳንካ ልዕሊ ኹሉ እያ፣ እንተላይ ልዕሊ ስድራኻ። እዚ ማለት ከኣ ኣብቲ ዝመሰረትኩሞ ሓዳር፡ ናይ ክልቴኹም ስድራ ጣልቃ ኪኣትው ከም ዘይብሎምን፡ ኣብ ዚፍትኑሉ እዋን ከኣ ክልቴኹም ንሓዳርኩም ዋልታ ክትከውሳን እዩ ዚግባእ።

እዚ ኪብሃል ከሎ ግና ምስ ተመርዓና ንስድራና ንጽሎም፡ ኣይንገደሰሎም፡ መኸርቲ ሕማቕዮም… ማለት ከም ዘይኮነ ርዱእ’ዩ። እንተኾነ ኣብ ኪዳንና ኣትዮም ኣብ ጉዕዞ ህይወትና ጎርብታት ንኺፈጥሩ ክፍቅደሎም ከኣ የብልናን።

እቲ ኣብ በዓልቲ ቤትካ ንርእዮ ኣሎና ዚብሉዎ ሕማቕ ተግባራት ከም ዘሎዎ ክትቅበሎ ከም ዘይብልካ ዝጠፍኣካ ኣይኮነን። ወዲ ሰብ ፍጹም ስለ ዘይኮነ፡ መን ይፈልጥ ሓቆም ኪኾኑ ስለ ዚኽእሉ፡ ብመገድኻ ደዩ ብመገዲ ሻራ ዘይብሎም እሙናት ብጽትካ ኣቢልካ፡ ንኣካይዳ በዓልቲ ቤትካ ብደቂቕ ተኸታተል። እዚ ክትገብር ከለኻ ግና ንበዓልቲ ቤትካ ከም ፖሊስ እናመርመርካ፡ ወይ ብዘይ እዱብ ኣገባብ እናሓተትካን እናቃጨጭካን ኪኸውን ኣይግባእን። ምኽንያቱ ቅድሚ ዝኣገረ (ሓቅነት ናይ’ቲ ወረ ከይተረጋገጸ) ሓዳርካ ኪብተን ይኽእል’ዩ።

ስለዚ ብዝተኻእለካ መጠን ነቲ ሓቂ ክትፈልጦ ፈትን። ንኹሉ ግዜ ስለዘሎዎ ኸኡ፡ ሓደ እዋን እቲ ሓቂ በርሃው ኢሉ ኪግሃደልካ እዩ። ድሕሪኡ ውሳነኻ ትገብር።

# ሠሐቕ

## ቅድምን ድሕርን መርዓ

### ቅድሚ መርዓ

ሰብኣይ፡- ፍቓደኛ ምዃንኪ ደስ ኢሉኒ

ሰበይቲ፡- እሞ ንወድእ

ሰብኣይ፡- ዝተጸምምክዎ ኣይወሓደን . . . ሎሚ ወሲነ እየ

ሰበይቲ፡- እሞ ትፍለየኒ ዲኻ?

ሰብኣይ፡- እንታይ ማለትኪ'ዩ . . . ክሓስቦ እኳ ኣይክእል

ሰበይቲ፡- ናይ ብሓቂ ተፍቅረኒ ዲኻ?

ሰብኣይ፡- ሽሕ ግዜ

ሰበይቲ፡- ብዘይካይ ምስ ካልእ ኬድካ ትፈልጥ?

ሰብኣይ፡- እዚ ሕቶዚ እንታይ ኣምጽኦ?

ሰበይቲ፡- ክትስዕመኒ ኣይምደለኻን?

ሰብኣይ፡- ኣብ ዝረኸብዎ ኣጋጣሚ

ሰበይቲ፡- ትሃርመኒ ዲኻ?

ሰብኣይ፡- ተጸሊልኪዶ . . .

ሰበይቲ፡- ክኣምነካ ይኽእልዶ?

ሰበይቲ፡- ኢሂ . . . እንታይ ተረኽበ?

ሰበይቲ፡- ፍቱወይ

### ድሕሪ መርዓ . . .

ካብ ታሕቲ ንላዕሊ ኣንብብ . . . .

## ጥቕስታት

"ክብርታትካ ኣየናት ምዃኖም ብግቡእ እንተፈሊጥካ፡ ኣብ ምውሳን ኣይክትጽገምን ኢኻ"
*Roy Disney*

"ካብ ዕዉት ሰብ ክትከውን ምጽዓር፡ ክብሪ ዘለዎ ሰብ ክትከውን ምጽዓር ይበልጽ"
*Albert Einstein (1879-1955)*

"ዋጋ፡ እቲ እትከፍሎ እዩ። ክብሪ ድማ እቲ ካብኡ እትረኽቦ"
*Warren Buffet*

"ውልቃዊ መሪሕነት ማለት ራኢኻን ክብርታትካን ኣብ ቅድሚኻ ብምቕማጥ፡ ሂወትካ ማዕረማዕሪኡ ከም ዝኸይድ ምግባር እዩ"
*Stephen Convey*

"ምሕደራ፡ ነገራት ብቕኑዕ ከም ዝትግበሩ ምግባር እዩ፡ መሪሕነት ድማ ቅኑዕ ነገራት ምግባር"
*Peter F.Drucker*

"ዕድመ ሽምግልና፡ ካብ ኣብ ገጽ ኣብ ኣእምሮ ዝፈጥሮ ዕጥርጣር ይበዝሕ"
*Michael De Montaigne*

"ኩሉ ሰብ ነዊሕ ዕድመ ክነብር እዩ ዝምነ፡ እንተኾነ ሓደ'ኳ ክኣርግ ዝደሊ የልቦን"
*Jonathan swift, Thoughts on Various subjects*

"ብምዱብ ሰለም ምባል ካብ እርጋን ይከላኸል እዩ፡ ብፍላይ ከኣ ማኪና እናዘወርካ እንተተግቢርካዮ"
*Author Unknown*

"ባህሊ ማለት ኣእምሮኻ ምስፋሕ እዩ። መንፈስካ ኸኣ?"
*Jawaharlal Nehru*

"ጥዕና ክሳዕ ክንደይ ኣገዳሲ ምዃኑ ዝርድኣና፡ ምስ ሰኣንናዮ እዩ"
*Unknown author*

"መንእሰይ ክትከውን ነዊሕ ግዜ እዩ ዝሓትት"
*Pablo*

# ወግዒ ምስ ካርቱናት ግላስበርገን




‘ንኣይ ዓለመይ ኢኺ’ ክትብለኒ ከሎኻስ፡ ኣየናይ
ክፋል ዓለምና ማለትካ እዩ?




ኩሉ ግዜ ሰዓት ክልተ ናይ ለይቲ ተተሲእና'ሞ ነዛ
ድሙና ንመግባ፡ እቲ ስራሕ ባህ ዘብል ኮይኑ እንተ
ረኺብናዮ፡ ብዛዕባ ምውላድ ቈልዓ ሽዑ ንሓስበሉ!




ንዓ ሕድገት ንግበር... ንስኻ ዝበልኩኻ ትገብር!
ኣነ ድማ ዝገበርካዮ እብል!




ቡቲ ናይ መርዓ መደብ ክንሰምማዕ ኣይክኣልናን፣
ኣነ ብዕምባባታት ኣሰንየ ገፊሕ ናይ ቤተክርስትያን
ጽንብል ክገብር ክሓስብ ከለኹ፡ ንሱ ግና ንሓብተይ
ክቈጽራ ጀሚሩ ኣሎ!




ክንሰማማዕ ስለ ዘይክኣልና ኢና ዕርክነትና
ኣቋሪጽናዮ። ምኽንያቱ ንሱ ዘትክኽ ሰብ እዩ፡ ኣነ ግና
ዘስተንፍስ እየ!




ከመይ ጌርኪ ኢኺ ‘ፍቕሪ ዘይርድኣካ ሰብ ኢኻ’
ትብልኒ። ንኣብነት ትማል ዕምባባ ክገዝኣልኪ
ሓሲበ ነይረ።

# ዘለኹ ደኣ !



## wwww ዳት ካም

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ፡ ኣብ ዝሓለፈ ግዜያት ብዛዕባ ኣብ ዓለምና ኣጋጢሙ ዘሎ ውግእን ወረ ውግእን ኣዕሊልና ኔርና። እዚ መቐጸልታኡ'ዩ፦

ውግእ መፋጥርቲ ወዲሰብ እዩ። ኣብ ቅዱስ መጽሓፍ ኣብ ብሉይ ኪዳን እንተርኢና ልክዕ ነዚ ናይ ሕጂ ዘምሰልስል ብዙሓት ውግኣትዩ'ም ተኻይዶም። ናይ መጀመርታ ውግእ ኣብ ሞንጎ ደቂሰባት ብቃኤልን ኣቤልን ተጀሚሩ። ቃኤል ንኣቤል ሓዉ ቀኒኡሉ። ኣቤል ካብ'ተን ዝዓሰየን ከብቱ መስዋእቲ ንኣምላኽ ኣቕረቡ። ኣምላኽ ንመስዋእቲ ኣቤል ባህ ኢልዎ ተቐበሎ። በዚኣ ዝቐንአ ቃኤል፡ ንሓዉ ቀቲልዎ። እግዚኣብሄር ኣምላኽ ከኣ ንቓኤል ዝኸበደ መቕጻዕቲ ሂብዎ።

"ደም ሓውኻ ካብ ምድሪ ናባይ ይጥርዕ ኣሎ፡ ሕጂ ድማ ርጉም ኩን። ኣብዛ ንደም ሓውኻ ክትቅበል ኣፋ ዝኸፈተት ምድሪ፡ ኮብላሊ ኹን። ንምድሪ ኽኣ ምስ ሓረስካያ ፍሬኣ ኣይክትህበካንያ። ኮብላልን ቀባሕባሓይን ኩን።" ኢልዎ።

ካብ'ቲ ግዜ'ቲ ጀሚሩ ወዲሰብ፡ ብረብሓ ንሓድሕዱ ይቃተል ኣሎ። ሓንቲ ዓባይ ኣሞራ ንንእሽቶ ጓላ ትምዕዳ ነይራ። እቲ ማዕዳ ከምዚ ዚስዕብ'ዩ፦

ኣደ፦ "እዛ ጓለይ፡ ኩሉ ግዜ ቶኽሲ ብብዝሒ እንተሰሚዕኪ፡ እቲ ቶኽሲ ዝዋ ምስ በለ ናብ'ቲ ቦታ ትኸዲ። ሲጋ ዓይነት ብዓይነት ማለት ገለ ዝተመትረ ገለ ዘይተመትረ ክትረኽቢ ኢኺ። ካብኡ ከም ምብላዕኪ'ዩ"

ጓላ፦ "እቲ ሲጋ ናይ ምንታይ እዩ? ናይ ከብቲ ድዩ?"

ኣደ፦ "ኣይ..ኮነን... ናይ ሰብ እምበር! ጮማ ሲጋ ሰብ'ምበር! ሰባትዮም ነንሓድሕዶም ዝቀታተሉ"

ጓላ፦ "እቲ ማማ እንታይ ዘገርም ነገር'ዩ እዚ። እቲ ሰብሲ ንሰብ ከምኡ ይቐትሎ?"

ኣደ፦ "ብጅምላ'ምበር!"

ጓላ፦ "ንምንታይ እዩ 'ሽ ዝቐትሎ? ክበልዖ ደልዩ ድዩ?"

ኣደ፦ "ኖኖ! ሰብ ንሰብ ኣይበልዖንዩ።"

ጓላ፦ "እሞ ንዘይበልዖ ደኣ እንታይ ኢሉ ይቐትሎ?"

ኣደ፦ "ኣቦይ ለባም ኣሞራ እዩ ነይሩ እዛ ጓላይ። ሰብ ንሓድሕዱ ዝቀታተለሉ ምኽንያት፡ መዓር፡ ሲጋ፡ ጸባ፡ በለው በለው ምስ ጸገበ፡ ሰበይቲ ይደሊ። ሽዑ ምሽታ ሰበይቲ መን ደቀሰ ይቃተሉ። እቲ ንኹሎም ዘሕመቐ፡ ምሽታ ሰበይቲ ይድቅስ።"

ጓላ፦ "ምሽታ ሰበይቲ ንምንታይ እዩ ክድቅስ ደልዩ?"

ኣደ፦ "ምሽታ ሰበይቲ ምድቃስሲ ዕድመ የንውሕ'ዩ እዩ ዝበሃል። ኣረ ገሊኣን እተን ኣንስቲ ምስኣን እንተደቂስካ፡ ጠረሽካ ሞት ዝበሃል ኣይትንከፈካንዩ። ኣቦይ ብዛዕባ ሰብ ብዙሕ ይፈልጥ ነይሩ።"

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ እዛ ኣሞራ ዝበለቶ ዘገርም እዩ። ኣብ መጻሕፍቲ ታሪኽ እንተተወኪስና፡ ገለ ገለ ጭብጥታት ነበሃላ ናይ'ታ ኣሞራ ክንረክብ ንኽእል ኢና። ንኣብነት ብተደጋጋሚ ንኤርትራ ዝመጹ ዝነበሩ ወረርቲ ሹመኛታት ከመይ ዓይነት ፍቕሪ ሰበይቲ ከም ዝነበሮም ይገርመኒ'ዩ። ቀደም ዘበን ናብ ኤርትራ ተደጋጋሚ ግዜ ዝመጽእ ደቡብ ዝበሃል ሹመኛ ነይሩ። ንሱ ብደቡብ ኤርትራ ኣቢሉ ንማእከል ክሳብ ዝኣቱ፡ ኣብ ዝሓደራ ዓዲ ምስኡ ትሓድር ሓዳስ መርዓት (ሊንጆ) ይእዝዝ ነይሩ። እታ ዓዲ ናይ ግድን መርዓት ክትቀርብ ኣለዋ። 'ተዛዩሎ ግና እቲ መቕጻዕቲ ከቢድ እዩ።

ዘልኩ ደኣ! እቲ ሹመኛ ኣእላፍ ሰራዊቱ ሒዙ ስለዝዝገዓዝ፡ እቶም ወተሃደራት ኣብ'ቲ ዓዲ ኣብ ነፍሲወከፍ ገዛ እዮም ዝምደቡ። ንኣብነት ነፍሲወከፍ ስድራ፡ ዓሰርተ ደርሆኛ ሰራዊት እንተበጺሕዋ፡ ነዞም ዓሰርተ እታ ስድራ እያ ትቕልቦም። በቲ ግዜ'ቲ እኽሊ ከም ድላይካ ዝርከበ ግዜ ኣይኮነን። ስለዚ 'ቲ ዓዲ ይሽገር። ሽሞኛን ሰራዊቱን ክኸይዱ ዝተኣዘዘ ቀልጢፉ ይፍጸም። እቶም ኣብ ነፍሲወከፍ ስድራ ዝተመደቡ ወተሃደራት ንሰይቲ እቲ ዋና ገዛውን ስለዝጠማመትዋ፡ ዋና ገዛ ኣብ ዝኸደቶ እናኸደ ሰበይቱ ክሕሉ ኣለዎ። 'ሰበይትኻ ሓሉ ካብ'ዞም ተኻሉ' ዝብል ጭርሖ እዮም ዝጠቀሙ ነይሮም።

ዘልኩ ደኣ! ዘልኩሲ ካብ ዘምጻእካ ኣምጺእካ ሓንቲ መርዓት ትውፊ። ኣብ መብዝሕትኡ እተን ዓድታት ብመን ሕራይ 'Volunteer' መርዐት ይሕተታ። ብፍቓዳ ዓዳ ኩተድሕን ሕራይ ትብል መርዓት ትድለ። እንተዘይተረኺባ ሓደስቲ መርዐት ተኣኪበን ዕጫ ይገብራ'ሞ፡ እታ ዕጫኣ ዝበጽሓታ ምስ ወቤ፡ ምስ ደቡብ፡ ምስ ኣርኣያ፡ ምስ ኣሉላ ምስ ዚጋጠማ ትሓድር።

ዘልኩ ደኣ፡ ዘልኩሲ እቲ ካልእ ዝገርመኒ ነገር፡ እቲ ሹመኛ ካብ ገዛኡ ክመለስ ከሎ፡ "የጭን ገረድ" ትብሃል ኩዳሚት ኣላቶ። "የጭን ገረድ" ማለት በምሓርኛ ኩዳሚት ሰለፍ ማለት'ዩ። ኣብ ሬድዮ ናይ ተጋሩ፡ ሓንቲ ብሰለፉ ሓዳሪት ናይ ልምዓት ፐንዙብ ወፍያ ምንባራ ሰሚዐ እፈልጥ'የ። እቲ ሰለፍ ቃል ብቓሉ ሰለፍ ማለት ኣይኮነን። ሰለፍ ማለት እንታይ ማለት ምኳኑ ተረዲእኩም ኣሎ? እወ ተረዲእኩም ኣሎ። ለባማት እንዲኹም፡ ንለባም ኣይትድርጉሓሉን ኢኻ፡ ትእምተሉ ጥራይ።

እታ ኹዳሚት ከም ሰበይቱ ዓይነት'ያ። ኣብ ግዜ ሰላም ኣብ ገዛ እቲ ሹመኛ፡ ኣብ "ቤንቸ" ትጸንሕ እሞ፡ ውግእ ክመጽእ ከሎ፡ ኣብ ግንባር ምስኡ ከይዳ ቀዋሚት ተሰላፊት ድማ ትኸውን።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ፡ ስለምንታይ እዩ እቲ ሹመኛ "የጭን ገረድ" ሒዙ ንውግእ ዝኸይድ ዝብል ሕቶ ይለዓል ይኸውን? እቲ ምኽንያት ሰበይቱ ደድሕሪኡ ናብ ግንባር ክትከይድ ኣይትኽእልን እያ። ስለ'ዚ እቲ ሹመና ብኩራት ከይሕሰቦ ምእንቲ፡ ክሳብ ናብ ሰበይቱ ዝመለስ ግዚያዊት ሰበይቲ ሒዙ ይኸይድ። ሀይ እዚ እንታይ የረድ ኣና? በቲ ግዜ'ቲ ዝነበሩ ሹመኛታት ግዜ ኣየባኽኑን

ነይሮም። እዚ ብቛንቋ እንግሊዝ “ታይም ማነጅመንት” እዩ ዝበሃል።

ካልእ ሕቶ።

እንተደኣ “የጭን ገረድ” ኣሎ፡ ስለምንታይ ደኣ ኣብ ዝኸዶ ዓዲ ሓዳስ መርዓት ኣምጽኡለይ ይብል?

እነሆ መልሲ።

1. ዝተመጣጠነ መግቢ ንጥዕና ኣገዳሲ'ዩ። ዝተቐጣጠነ መግቢ ኸኣ ንጥዕና ሃሳዪ እዩ። ብፍላይ ንቔልዓ። ዝተመጣጠነ መግቢ ዘዘውትር ቈልዓ ቀጢን እዩ ዝኸውን።

ናብ ጉዳይና ንመለስ። እቶም ሹመኛታት መግቢ ጥራይ ዘይኮኑ ዋላ ሰበይቲ'ውን ብዝተመጣጠነ ኣገባብ'ዮም ዝጥቀሙ። ካብ ዝተፈላለዩ ዓሌታት ሰበይቲ ምምጥጣን ንጥዕና ኣገዳሲ'ዩ ዝብል እምነት ነይርዎም። ዋላ ኣብ'ዚ ዘሎናዮ ግዜ'ውን ኣኽል ተረፍ ሃብቲ ወይ ኣኽል ተረፍ ስልጣን ዘለዎም፡ ዝተመጣጠነ ኣገባብ ኣጠቓቕማ ሰበይቲ የዘውትሩ'ዮም። እቲ ህቡብ ተጻዋታይ ጎልፍ ታይገር ዉድ ሰላሳን ሽውዓተን ወሻሽም ነይረናኦ። ዳርጋ ሰለስተ ሚኒባስ ኣንስቲ ይጥቀም ነይሩ ማለት'ዩ። ከምኡ'ውን ፕረዚደንት ኣመሪካ ዝነበረ ቢል ክሊንተን 'ሴክስ ላይፍ' ናቱ ዝተመጣጠነ ምንባሩ ዝዝከር'ዩ። ንኣብነት ሞኒካ ሉዊንስኪ ውሽማ ቢል ክሊንተን ከም ዝነበረት ታሪኽ ዝምስክሮ ሓቂ እዩ። ብፍላይ እቶም ብዕድመ ዝደፍኡ ሹመኛታት ብዙሓት ነኣሽቱን ልምሉማትን ኣንስቲ ተዘውትር እንተ'ኺንካ ካብ ሕማማት መላግቡ፡ ብዝሒ ደም፡ ሽኮርያን ኒሞንያን ይከላኸል'ዩ ይብሉ። ጓለንስተይቲ ንእሽተይ እንተኾይና መጠን 'ኢላስቲሲቲ' ናይ ሰብነታ 80 ካብ ሚእቲ እዩ።

2. እቲ ሹመኛ ሓዳስ መርዓት መሰምጽኡሉ ኣሸበሸብ ቢታ ለይቲ እቲኣ ቈልዓ እንተተጠኒሱ፡ ምስ ዓበየ ወድ'ኻ ሹመኛ ናይ'ቲ ከባቢ ይኸውልካ'ሞ ግዝኣትካ ይሰፍሓልካ። ከምኡ'ውን እቲ ሰበኣይ እታ ሓዳስ መርዓት ዝኾነ ሓረስታይ ቡቲ ኣጋጣሚ ወዲ ንጉስ ምስ ደቁ ናይ ምዕባይ ዕድል ይረክብ።

3. ሓዳስ መርዓት ኣምጽኡለይ ምባል እሞ ኸኣ፡ እቲ ሰብኣይ ብዘይካ ሰበይቲ ምርካብ፡ ካልእ ጥቕሚ'ውን ኣለዎ። ዓዲ ምሉእ ብምሉእ ከም ዝተምበርከኸ መረጋገጺ እውን እዩ። ጸዓዱ ነዚ 'Humiliation' ይብልዎ።

4. ራብዓይን ናይ መወዳእታን ምኽንያት፡ እዞም ሹመኛታትን ጋዜጠኛታትን ኣብ ኣካይዳኦም ኣብቲ መሰረታዊ ሕግታት ይመሳሰሉ እዮም። ጋዜጠኛታትን ሹመኛታትን ኣብ ስርሓቶም ኣርባዕተ w እዮም ዝጥቀሙ። ዝርዝር ተመልከት፦

ናይ ጋዜጠኛታት 4 w

Where? ኣበይ?

When? መዓስ?

What? እንታይ?

Why? ስለምንታይ?

ጋዜጠኛታት ነዚኣን ተኸቲሎም ጋዜጣዊ ስርሓቶም የቕርቡ። ሹመናታት'ውን 4 ዳብልዩ እዮም ዝጥቀሙ።

War ውግእ

Wealth ጸጋ

Wine ወይኒ

Women ኣንስቲ

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ wwww ዶት ካም ተወኪሰ ዝረኸብክዎ ሓበሬታ እዩ። ሓደ ግዜ ልጅ ኣርኣያ ዝተባህለ ሹመኛ ወዲ ደቡብ፡ ካብ ማእከል ኢትዮጵያ ደርጎኛ ሰራዊት ሒዙ ኣብ ዝኣተዎ ዓዲ ሓዳስ መርዓት ኣምጽኡ እናበለ ሰኺይቲ በጺሑ። ኣብ ሰኺይቲ ሓዳስ መርዓት ኣምጽኡለይ ኢልዎም። ዓደቦ መረርዎም'ዩ ጸኒሑ። ሽዑ ንሽዑ ኸኣ ህጹጽ ባይቶ ገይሮም መኺሮም። ብመን ሕራይ ሓንቲ ፍቓደኛ ሰበይቲ፡ ብመሰረት ዓደቦ ዝበልዋ ከይዳቶም። መርዓት ኣይኮነትን። ብዕድመ ድፍእ ዝበለት ሰበይቲያ። ተሓኒና፡ ተቔኒና፡ ጡሽ ወቢኣ ኣይከደቶን። እኳ ደኣ ሓሙ'ኽሽትን ዒጣን ጸለሎን ተለኻኺያ ገለ ትመስል ከይዳቶ። ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ እቲ ሹመኛ ሓሪቑ። እቲ ሹመኛ ተቓውሞ ምኳኑ ተረዲእዎ ነይሩ። ደሓን ምድሪ እሞ ትጋሕ ኢሉ ፈኪሩ። ዓደቦ'ውን ምድሪ'ሞ ትጋሕ ይብሉ ስለዝነበሩ፡ ዘለዎም መሳርሒ ውግእ ሒዞም ንልጅ ኣርኣያ ምስ ሰራዊቱ ወደቓ ወዲቖሞ። ሰራዊት ልጅ ኣርኣያ ተቢታቲኑ። ልጅ ኣርኣያ ብበቕሊ ክሃድም ከሎ፡ ሓደ ጸባ ጸጉብ መንእሰይ ኣርኪቡ ቀቲልዎ። ሓዳስ መርዓት ዘይኮነት፡ ስሕለት ሓዳስ ጉራደ ኣብ ክሳዱ 'ጊፍት' ሂብዎ። እቲ መንእሰይ ባህታ ኣባጥመር ወይ ባህታ ሰኺይቲ እዩ ዝበሃል። ቡቲ ግዜ'ቲ ባህታ ወዲ ንጉስ ቀቲሉ ደቂሱ ከም ዘይሓደር ፈሊጡ። ንበረኸኡ ድማ ሸፈተ። ክሳብ ጣልያን ንኤርትራ ዝኣቱ ኸኣ ኣብ ሩባ ሓባብ ጸኒሑ። ጥልያን ምስ ኣተወ ንባህታ፡ ደግያት ዝብል መዓርግ ሂቡ ኣመሓዳሪ ሰኺይቲ ገይርዎ ነይሩ። ዳሕራይ'ውን ኣንጻር ጣልያን ተቓውሞ ኣልዒሎም፡ ኣብ ውግእ ሂወቶም ሓሊፉ። ደግያት ባህታ፡ ባቤነ ባህታ ዝብል ካልእ ዛንታ ሰሪሖም እዮም።

ቀደም ዘበን ደግያት ወብ እተባህለ ሹመኛ፡ ሓዳስ መርዓት ኣምጽኡለይ ስለዝበለ፡ ሓደ መስኪን ሓረስታይ መርዓቱ ብዕጫ ምስቲ ሹመኛ ሓዲራ። እቲ መንእሰይ ሓረስታይ ድሕሪ'ቲ ፍጻመ ኣብቲ ዓዲ ክነብር ኣይከኣለን። ብሕርቃን ንድድ ኢሉ። ሽዑ ንሽዑ ድማ ሸፊቱ ተኻዚ ከይዱ። ኣብ ሰለስተ ዓመቱ፡ ሸውዓተ ዝኣባላታ ጉጅለ ሸፋቱ መራሒኣ ኮይኑ ይንቀሳቐስ ነይሩ። ካብ ኤርትራ ንማእከል ኢትዮጵያ ብተደጋጋሚ ግዜ እናኸደ ኣብ ዝኣተዎ ዓዲ ትእዛዝ ይህብ ነይሩ። ትእዛዙ እንተዘይፈጺሞም ዓዲ ክትቃጸል ምኳና ይነግሮም። ትእዛዙ ሸውዓተ መርዓት፡ ሸውዓተ ገዓት፡ ሸውዓተ ዓራት ኣብዚኣ ጥብ ተብልወን ይብሎም ነይሩ።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ንሱ ነታ ሕማም ልቡ ሕነ ዝፈደየላ ኮይኑ'ዩ ዝሰምዖ ነይሩ። እንተኾነ ግና እቲ ንሱ ሕነይ ፈደየ ኢሉ ዝሓሰቦም ዘሎ፡ ከምኡን ከም ደቂ ዓዱን ኣብ'ቲ ገበን ምንም ዕዳ ኢድ ዘይነበሮም ንጹሃት ሓረስቶት እዮም። ብዙሕ ናይ wwww ዕላላት ኣሎ።

ዘልኩ ደኣ! ዘልኩሲ ካብ'ዚ ጽሑፍ'ዚ ተሞርኪስካ ዝምለሱ ሕቶታት ኣለዉ። ሸልማት ኣለዉ።

1. ምህዞ ጥይት ንወዲ ሰብ ጠቒምዎዶ ጎዲእዎ?

2. ሱዳም ሑሴን ወርቂ ሽጉጥን ወርቂ ካላሽንን ነይርዎ። መዓመር ቃዛፊ'ውን ወርቂ ሽጉጥን ዘፈትዎም ሰባት መሰሕረቕዎ ዝቕትለሉ ወርቂ ጥይትን ነይርዎ። ስለዚ ሱዳም ወይ ቓዛፊ ግዜ እንተዝረኽቡ፡ ወርቂ ታንኪ መስርሑዶ መስለካ? (መልሲ ብዮጥጥሚ እንተኾነ ተመራጺ'ዩ?)

3. እወ ወይ ኣይፋል እናበልካ ዝምለሱ ሕቶታት

ውግኣት ዓለምና ብወርቂ ጥይትን ብወርቂ መዳፍዕን ዝካየድ እንተዝኸውን ውግኣት ምውሓዱዶ ነይሮም?

ኣብቲ ውግእ ዝተኻየደሉ ቦታ፡ እቶም ምወታት ንድኻታት ጸቡቕ ምንጪ ናይ ወርቂ ምኾነሞ፡ ንድኽነት ኣብ ምውሓድ ተራዶ ምተጻወተ?

ድኻታት ካብ'ቶም ዝሞቱ ወተሃደራት ወርቂ ጥይት ከውጽኡ ኑቲ ሬሳታት ክጠብሑ እንከለዉ፡ ብሕማም ተላጊቦ ብዙሓት ካብኦም ክሞቱ ይኽእሉ። እዚኸ ኣብ ምውሓድ ድኻታት ተራዶ ክጻወት ይኽእል።

ኣብ መጨረሽታ ድኽነት ምጥፋእዶ ድኻታት ምጥፋእ ይቐልል?

*ግርማይ ሳንድያጎ*

*ካብ wwww ዶት ካም*